# ሠንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሰነ 2013
ቁ.38

* ባህሊ ጀጋኑና
* ድሕሪ መሰዋእቲኸ!?
* ድምቀት ምስሊ ጽባሕና
* ሓቂ ሒዞ'ዶ ክምጉተኒ
* ዝፈተኻዮ እንተዝፈትወካ ...
* ናይ ብሓቂ መንእሰይ እንተኾንካ!



## ትሕዞ መንእሰይ






ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ
ሰነ 2013 ቍ.38

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ለይኣውት
ዮዲት ብርሃነ

ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ

ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት

ናብ'ዚ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃል ኣሰናዳኢ

ንሕና ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ሃገርና፡ ሓርነት ኣብ ዝተጎናጸፈትሉ፡ ብምዕረቲ ኣያታትናን ኣሕዋትናን ዝኸፈልዎ ረዚን መስዋእቲ፡ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ክትህልወና ካብ ልብና ተመኒናን ብዘይ ግናን ኢና። ኣብ ልዕሊ'ዛ ሰማእታትና ዘረከቡና መሬት ሕድሪ፡ ወራር ኣብ ዝተፈነወሉ ግዜ፡ ልኡላውነታ ከይድፈር፡ ከም ቆፎኡ ዝተተንከፎ ንህቢ ብሓባር ተላዒልና ሓያል መኸተ ዘካየድና ኸኣ፡ ባህግና ከይኩለፍ እዩ። ትምኒትና እንተርፎ ብስራሕን ተወፋይነትን ብዘኾነ ካልእ ክጭበጥ ከምዘይክእል ስለዝተገንዘብና ድማ፡ ካብ ባዕላዊ ጥቕምና ንላዕሊ፡ ጥቕሚን ህንጸትን ሃገር ኣቐዲምና፡ ንልምዓት ሃገር ኪካየድ ኣብ ዝጸንሐ ምርብራብ፡ ብልዑል ድሌትን እምነትን ተወፊና ዓቢ እጃም ከበርክት ጸኒሕና ኣሎና። ብቓል ዘይኮነ ብግብሪ፡ ብልዑል ውዳብ ተጠርኒፍና ከፍስሶ ዝጸናሕና ኣእምሮኣዊን ጉልበታውን ጸዓት ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ዝጸዓረ ይዕወት ከም ዝበሃል ግና፡ ሳላ ዝጸዓርና ሃገርና ካብ ዑና ሓርነታዊ ኲናት ኣተንሲእና ኣብ ቀረባ ርሕቀት ብሩህ መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ ኣርከን ኣይይብናያ ኣለና። ፍረ ጻዕርና፡ ሕጂ'ውን ቃላት ዘይኮነ፡ እቲ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ሃገር ንዓይኒ ጉሉሕ ኮይኑ ዘሎ ግብራዊ ውጽኢት እዩ ምስክሩ። ንወሰን ጸጋታት ሃገርና ብሓያል ድሌት፡ ኒሕን ተወፋይነትን ኣራቢሕና ሳላ ዝሰራሕና፡ ንፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ለውጢ ህዝብና ዝድርኽ ጥጡሕ ባይታ ክንጸርግ ጸኒሕናን ኣሎናን።

መንእሰያት፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ዓመታት ናጽነት፡ ከሉ ውልቃዊ ቀዳምነታትና ወንዚፍና፡ ፖለቲካዊ ናጽነትና ብቁጠባዊ ሓርነት ንምድራዕ ብዙሕ ርሂጽናን ሃሊኽናን ኢና። እዚ ንረብሓ ሃገርን ህዝብን ዝኸፈልናዮ መስዋእቲ እዩ። ኣብ መወዳእታኡ ድማ፡ ባና ዓወት ከምዓዱ ኣኽኢሉና ኣሎ። የግዳስ እዚ ናይ ጻዕርን መኸተን መድረኽዚ ንናይ ገሌና ዓቕልን ምጽማምን ከይተፈታተኖ ኣይተረፈን። ካብ መንካና መንፈሶም ኣዳኺሞም፡ ሕልናኦም ኣዕሪቦም፡ ካብ'ቲ ነዊሕ ዝኸደዎ ጉዕዞ ዘልሓጥ ክብሉ ኣስተውዒልና ኢና። እዚ ኣብ እዋን ብደሆ ዘጋጥም ልሙድ ተርእዮ እዩ። ኩሉ ሰብ፡ ሓደ ዓይነት ተጻዋርነትን ትዕግስትን ክህልዎ ኣይክእልን እዩ። ሓቂ እዩ እቲ ዝበዝሐ፡ ባህጉ ሓባራዊ ሕልፈትን እፎይታን ምርካብ እምበር ውልቃዊ ዑቕባ ምንዳይ ኣይኮነን። ገለ ውሑዳት ግን፡ ሓባራዊ ጻዕርን ምጽማምን ዘልኣለማዊ ክብረትን ብልጽግናን ከምዘጎናጽፍ ዘንገየም፡ "እንታይ ገደሰኒ፡ ንውልቀይ ኣብ ዝጥዕመኒ ዘይእለ" ዝብል ኣተሓሳስባ ዘለዎም ክርከቡ ግድን እዩ። እዚ ምርጫዚ ናብ ታኼላ ባርነት ዝሸምም መገዲ ብምዃኑ፡ ጽባሕ ንግሆ ትርፉ ጣዕሳ ጥራይ'ዩ ክኸውን። ሞሳ ናይ'ቲ ንግዚያዊ ጸገማት ተጻዊሩ ዝሓለፎ ግና ኣብሪ ታሪኽን ዝተማልአ ቅሳነትን ክብረትን እዩ።

ወርሒ ሰነ ኑቶም ስሌና በጃ ዝሓለፉ ጀጋኑ ኣያታትናን ኣሕዋትናን ንዝክረሉ ወርሒ ብምዃኑ፡ ኣውራ ኣተኩሮ ናይ ሕጂ ሕታም መጽሔትና ንኽብርን ዝኽርን ሰማእታትናን ዘሰክመና ሓላፍነትን ዝምልከት'ዩ ክኸውን። ንርዝነት 20 ሰነ ዘንጸባርቕ ካብ ኣበርክትኦቲ ዝተላእኩልና ጽሑፋት'ውን ኣብ ተመሳሳሊ ዓምዲ - ጉዳያት መንእሰይ ተኣንጊዶም ኣለዉ።

ሃማመተኤ፡ ራኢኡን ዕላማታቱን ንምጭባጥ በብእዋኑ ስትራተጂያዊ ውጥናት ሰሪሑ እናሰኣለን ገምጋማት እናካየደን ክሰርሕ ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ሚያዝያ 2013 ኣብ ዘካየዶ ሽዱሽተ ወርሓዊ ገምጋም ስርሑ ድማ፡ ኣብ ርእሲ'ቲ ብሓለፍቲ ክፍልታትን ዞባታትን ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ፡ ንልክዕነት ኣብ ባይታ ዘሎ ኩነታት ዘንጸባርቕ፡ ብጽሕፈት ኣቦመንበር ዝተኻየደ ውጽኢት ምክትታል (supervision) ብሰፊሑ ቀሪቡን ብኽፉት መንፈስ ክትዓት ተኻይድሉን። ንኹሉ ተሳታፊ ናይ'ቲ ኣኼባ ድማ ኣሐጊሱ። ጽማቕ ትሕዝቶኡ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ኣብ ክፍሊ ሃገር ቴክሳስ ኣብ ትርከብ ከተማ ህዩስተን ኣብ ዝተኣንገደ ዓመታዊ ፈስቲቫል ፊልም ኢንዲቡት፡ ኤርትራዊት ፊልም "ኣቕላሲያ" ሽልማት ረሚ ክትዓትር ምብቅዓ ምርኩስ ብምግባር፡ "ኤርትራዊ ፊልም፡ ካብ መድረኽ ፈተነ ናብ ዓለማዊ ተወዳዳርነት" ብዝብል ኣርእስቲ፡ ምስ ገለ ካብ'ቶም ደረስትን፡ ኣለይትን ኣርታዕትን ኣብዚ ዓመት ብመማይት ኮሚቴ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ዝለዓለ ውጽኢት ዘመዝገባ ፊልምታት ብቓለ-መጠይቕ ዝተሰነየ ብዓይነቱ ፍልይ ዝበለ ትሕዝቶ ኣብ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ብዝሰፍሐ ቀሪቡ ኣሎ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበሎቶም ምሩጻት ጽሑፋትን ካርቱናትን ኣቕሪባ ኣላ። ሰናይ ክራማት!

# ድሃይኩም

## ኣድናቖተይ ኣብ ዓምዲ ግርጭትን ኣፈታትሓኡን

ናብ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ገለ ካብ ዓምድታት መጽሔት መንእሰይ ኩይና ብፍሉይ ትኹረት ዝከታተላ ዓምዲ እያ። "ግርጭትን ኣፈታትሓኡን" እትብል ኣብ ዝኾነ ማሕበራዊ ሂወት ፍቕሪ፡ ምፍታው ኣብ ዘለወሉ ግርጭት ክህሉ ንቡር ኩይኑ፡ ንዓይነት ግርጭታት ኣብ ከመይ ኩነታት ስዒቡ፡ መፍትሒኡን ብዝረድኢ ተንቲና ንሕተመት ዝበቕዐት ኣቕዲመ ብተደጋጋሚ ብመጽሓፍ ኮነ ገለ ጽሑፋት ዝለበብኩዎ ኩይኑ፡ ኣጠቓቕማ ቃላቱ፡ ዘኖሻሙን ኣብ ኣርእስቲውን ብቕሊሉ ኑቲ መንእሰይ ብዝረድኢ፡ ብተመስጦ ንኽትነብ እተብህግ ኣርእስቲ ኣብ ዝኾነ ዓይነት ሂወት እተገደስ መልእኽቲ ዝሓዘለት'ያ። ተጠርኒፋ ከም ሓደ ናይ ሓዋሩ መልእኽቲ-ሂወት ብመጽሓፍ መልክዕ ወጺኣ ንንቡብ ከም ትብቅዕ እንተትኸውን ኣገዳስከታ ይረኣየካ።

ስለዚ ንደራሲ የሲፍ ሰሎሞን በዚ ኣጋጣሚ ድሕሪ ምምስጋን ሰበዋይ ኣብ ቦታኡ ከም ዘሎ ክሕብሮ እፈቱ።

ካብ ኸይሪ ስዒድ በሽር

ሚኒስትሪ ፍትሒ

## መጽሔትና ክትሰስንን ክትስውድን

ንመጽሔት መንእሰይ ኣመናየ ዝፈትዋ። ካብ ክትጅምር ክሳዕ ሕጂ ብዘይምቁራጽ ክከታተላን ክሳብን ጸኒሐ 'ለኹ። ኣብ'ዚ እዋንዚ ዓምድታታ ኣስፊሓ፡ ገሊኦም ዓምድታት ብሰንኪ ጸበት ቦታ ናብ ዝቕጽል ሕታም ክሲጋገሩ ክዕዙብ ጸኒሐ ኣለኹ። ሕቶይ ወይ ርእይቶይ ስለምንታይ ናብ ዝቕጽል ሕታም ይሰጋገሩ፡ ብዝሒ ገጾት ወሲኻ ወይ ናብ ወርሓዊት ማዕቢላ ዕግበት ኣንበብታ ዝያዳ ክተርዊ ክትጽዕትዶ ኣይምሓሸን?

ምልእተ ኅይትኦም ኣባይ

## ምንኣስ መጽሔት መንእሰይ ከተድልየና ያ ማስለኒ

መጽሔት መንእሰይ ኣዚያ መዛሪትን ኣዘናጋዒትን ምኳና ይረኣየካ'ዩ። ኣብ ገሊኡ ግና ብፍላይ ኑቶም ሳዋ ዘይወረደና ተመሃሮ መባእታን 2ይ ደረጃን ወይ ኣብ ደረጃ ኮሊጅ ዘይበጻሕና መንእሰያት ቅሩብ ዕትብ ትብለና'ያ። ዋላቶም ተሳተፍታ'ውን ብስል ዝበሉ ምኳኖም ብዕምቆት ኣጸሓሕፋኦም ክትርድኦ ትኽእል ኢኻ። ስለዚ ካብ መጽሔት መንእሰይ ናባና ገጻ ትወርድ፡ ንሕና ናብኣ ገጽና ክንድይብ ዝሓሸ ስለዝኾነ፡ ካልእ ንኣሽቱ ትኸውን ፍኹስ ዝበለ ሓሳባት ሒዛ ትወጽእ ምንኣስ መጽሔት መንእሰይ ክትዳለወልና እንተዝከኣል ጽቡቕ ምኾነ። እቶም ምጡን ናይ ምጽሓፍ ዓቕሚ ዘሎና መንእሰያት ከኣ ክንሳተፍ ድፍረት ምረኸብናን ምተተባባዕናን።

ተመሃራይ ሰናይ ኣለምሰገድ

ካብ መንደፈራ

## ኩልና ሰድራ እንንብ መጽሔት

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ኩሉ ዓውዲ ሂወትና ዘገድሱ ሓሳባት ሒዛ እትዳሎ መጽሔት እያ። ኣብ'ዚ እዋንዚ ድማ ኢታ እንኮን ኣገዳሲትን መጽሔት ኩይና ኣላ። ንመጽሔት መንእሰይ ንነዊሕ ዓመታት ተኸታቲለያ ኣለኹ። እናተመሓየሸትን እናዓበየትን ትኸይድ ዘላ መጽሔት ምኳና ድማ ኣረጋጊጸ። ኢታ መጽሔት ናብ ገዛና ምስ ኣተወት፡ ኩልና ሰድራ በብተራ እንንብን እንከታተላን መጽሔት ኩይና ብምህላዋ፡ ንኣዳለውታን ኣበርከትቲ ጽሑፋትን ብልቢ ኣመስግናኖም።

የሲፍ ሰሎሞን

ሚኒስትሪ ጸዓትን ማዕድንን

## ኣላ ሳንዲት ሽኮር!

ናይ ሳንዲት ዓምዲ ዘልኩ ደኣ ልዕሊ ዓቕን'ያ ትስሕበኒ። ኣይትሕዙለይን ትኾኑ ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ፡ ብሰንኪ ዓምዲ ዘልኩ ደኣ ንመጽሔት መንእሰይ ካብ ብቕድሚት ብድሕሪት'የ ዝጅምራ። ብሕልፊ ኣብ ዝሓለፈ መጽሔት ዓምዲ ዘልኩ ደኣ፡ ብዛዕባ'ቲ ፋልሶ ካርፔንተርን ጸገማቱን፡ ኣብ እንዳ መሻጢት፡ እንተላይ ርእሰይ ኣብ 'ካስኮ' ኣእትየ ስለዝቐጸልክዋ፡ ሃቢብ ብሰሓቕ ፈቕፈቕ ብምባል ንኸለንተን ኣብ'ቲ እንዳመሻጢት ዝነበራ ኣዋልድ ረቢሸየን። ብሕልፊ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ዘይዓቕሙ ክሰርሕ፡ ብሰንኪ በረድ ዝተሓወሶ ሓያል ዝናብን ቁርን ከርዲዱ፡ ኣብ ሃለፍታን ዕንዛዘን ኣትዩ፡ ዝሞተ ኩይኑ ስለዝተሰምዖ፡ ኣብ መቓብር ሓርበኛታት ንቐባሮ ናይ እተሓብ ሕልማዊ ጽሑፍ ታሪኽ ሂወቱ ምስ'ንበብኩ፡ ሰሓቐይ ክጸሮ ስለዘይከኣልኩ፡ ክርትም ምስ




በልኩ፡ እተን ኣብ'ቲ እንዳ መሻጢት ዝነበራ ኣዋልድ ኑታ መጽሔት ክሳዕ ዝምንጥላኒ ኩይነን። ንሳተን'ውን ኑታ መጽሔት ኣነ ኣነ ኢለን ተመናጢለናላ። ኣላ ሳንዲት ሽኮር፡ እስከ ደው በለለና! ኣዳለውቲ መጽሔት መንእሰይ ከኣ ንሳንዲት ጽቡቕ ጌርኩም ሓዙልና፡ ንኸልና ክጥዕመልና። ወደሓንኩም!

መዚት ወልዳይ ካብ ኣስመራ

## ልዝብ መንእሰያት እንተዝወሰኻ

ኣብ ጋዜጣ ሓዳስ ኤርትራ ብሃማመተኤ ኣብ ዝዳሎ ዓምዲ "ልዝብ ሽባብ" ኣብ ገለ ወሰን ኣርእስቲ መንእሰያት መረዳእታኦምን ርእይቶኦምን ዝህቡሉ ኣጋጣሚ ሒዛ ክትወጽእ ምስ ጀመረት፡ ብወኸይ ሰሓብት ናይ'ታ ዓምዲ ወሲኹ እየ ዝብል። ኣብ መጽሔት መንእሰይ'ውን ብተመሳሳሊ ኣብ በበይኖም ኣርእስትታት ልዝብ መንእሰያት ክወጽእ እንተዝኽእል ጽቡቕ ነይሩ።

ስዒድ ሓጎስ ካብ ቪያ ጅዳ

## ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ዝያዳ እንተስፍሕን እንተትዓመቕን

ብቐዳምነት ኣብ ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዘሎኒ ኣድናቖት እገልጽ። ብሕልፊ ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" ኣብ መንእሰያት ንዘጋጥም ጸገማትን ሽግራትን ክሳዕ ኣብ'ቶም ዓው ኢልካ ክትዛረበሎም ዘጸግሙ ሕቶታት መብርሂታት ክትህብ ጽቡቕ ስለዝኾነ፡ እንተላይ ሞያውያንን ብምስታፍ ትሰፍሓሉ ኩነታት ክፍጠር እላቦ።

ቢንያም ወዲ ገሬ ካብ ዓዲ ጓዕዳድ

# ጉዳያት መንእሰይ

## ባህሊ ጀጋኑና

ታሪኽ ሕብረተሰባዊ ምዕባለ ከምዝምስክሮ፡ ጅግናን ናይ ጅግንነት ባህሊን ዘይብሉ ሕብረተሰብ ከም ሕብረተሰብ ክቐውም ኣዝዩ ኣጸጋሚ እዩ። ዝኾነ ሕብረተሰብ ብጽዓት ጀጋኑኡ እዩ ዝነብር። ባህሊን ክብርታትን ጀጋኑኡ እናወረሰ ድማዩ ህላወኡን ቀጻልነቱን ከረጋግጽ ዝኽእል። ከመይሲ፡ ህላወ ሕብረተሰብ ዝውሰን፡ ህላወ ህዝቢ፡ መሬት፡ መንግስቲ ወይ ሰራዊት ዘይኮነ እቲ መሰረት ሓባራዊ ህይወት ዝኾነ ረቀቕ ረቛሒታት፡ ዝዓበየ ካብኡ፡ እቲ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዝርከብ ባህልን ክብርታትን እዩ። ስለዚ ድማ፡ ልኡላውነት ካብ መሬት ንላዕሊ ኣብ ኣእምሮ ሰባት እዩ ሰፊሩ።

ወዲ ሰብ ክልተ ዓይነት ህይወት ዘለዎ ማሕበራዊ እንስሳ እዩ። ውልቃዊን ኮማዊን ህይወት። ውልቃዊ ህይወት ወዲሰብ ካብ ኮማዊ ህይወት ተፈልዩ ክሰርር ዝኽእል ኣይኮነን። ሰባት ካብ ውልቃዊ ህይወት ንላዕሊ ኣጸቢቑ ኣብ ዝዓዘዘ ኮማዊ ወይ ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ክኣብዩ ዝኽእሉ ድማ፡ ብሓባራዊ ስነኣእምሮን ክብርታትን ምስትዞጥመሩ እዩም። ከምኡ ስለዝኾነ፡ እቶም ብንቕሓት፡ ልቦናን ትብዓትን ጸብለል ዝበሉ ኣባላት ኮም፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ንላዕሊ ብድሕነት፡ ክብረት፡ ጣዕሚን ምዕባለን ሕብረተሰብ እዮም ዝግደሱ። እዞም ብሉጻት ኣባላት ሓደ ኮም፡ ኩሉ ውልቃዊ ሰባዊ ባህግታቶምን ድሌታቶምን ናብቲ ዝዓበየ ጉዳይ፡ ማለት ናብቲ ሓባራዊ ዕላማ ኣቕኒዖም፡ ኣእምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቶም፡ እንሓንሳብ እንተላይ እታ ዘይትትካእ ህይወቶም ንዝሓሸ ህይወት ሕብረተሰብ ክወፍዩ ምርኣይ ልሙድ እዩ።

ሕብረተሰብ ጀጋኑ እናበለ ዝጽውዖም እምበኣር፡ ነዞም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ብሉጻት ዜጋታቱ እዩ። መዘኻብ ጅግንነት፡ ንቶም ናይ ዓውደ ውግእ ጀጋኑ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ብኣርኣያነት ንዝጥቀሱ ኣባላት ሕብረተሰብ ዘጠቓልል እዩ። ምኽንያቱ መሰረት ህላወን ቀጻልነትን ሕብረተሰብ እቲ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ህይወት ብጀጋኑ ዝፍጸም ተግባራት እዩ። ምንጪ ባህልን ክብርታትን ናይ ሕብረተሰብ ድማ ኣርኣያነት ናይቶም ጀጋኑ እዩ።

ክንዲ ዝኾነ ሕብረተሰብ ህላወኡ ጥራይ ዘይኮነ ቀጻልነቱ ከረጋግጽ፡ ወትሩ ብባህሊ



ጅግንነት ተኹስኩሶም ዝዓበዩ እልፊ ኣእላፍ ዜጋታት ናይ ምፍራይ ብቕዓት ክህልዎ የድሊ። ኣብ ኩሉ ዓውድታት። ኣብ ዓውደ ውግእ፣ ትምህርቲ፣ ስራሕ፣ ስነምግባር ወዘተ። ስለዚ ድማ፣ ዕማም ምውራስ ባህሊ ጅግንነትን ምፍራይ ጀጋኑን ወትሩ ኣብ ቅድሚት ክስራዕ ዝግባእ ዋሕስ ቀጻልነት ሕብረተሰብ እዩ። እቲ ዝውረስ ባህሊ ግን ከመይ ዝኣመሰለ እዩ? ብኸመይ መገዲ'ኸ ይወራረስ። ወርሒ ሰኔ ኣብ ኤርትራ ኑቶም መሰረት ህላወናን ምንጪ ዘሐብን ክብርታትናን ዝኾኑ ጀጋኑና እንዝክረላ ወርሒ'ያ። እዚ ናይ ዝኽሪ እዋን ግን፣ ዘኹርዕ ታሪኾም እንዝክረሉ ኣጋጣሚ ጥራይ ዘይኮነ፣ ባህሊን ክብርታትን ጀጋኑ ሰማእታትና ንምዕቃብን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ከምዝኸይድ ንምግባርን ቃልና እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ ክኸውን ይግባእ። ባህሊ ጀጋኑ ሰማእታትና፣ ኣብ ሓደ ሓጺር ጽሑፍ ኣጠቓሊልካ ክግለጽ ዝከኣል ኣይኮነን። የግዳስ ካብኡ'ቶም ጉሉሓት መርኣያታቱ ነዞም ዝስዕቡ ምጥቃስ ይከኣል፡-

## ፍቕሪ ህዝቢን ሃገርን፡-

እዚ እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ባህሊ ጀጋኑ ሰማእታትና እዩ። ቀንዲ ምንጪ ጅግንነትን ተበጃውነትን ድማ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ካብ ባርነት ተገላጊሉ፣ ሰብኣዊ ክብረቱ ከረጋግጽ ዝኽእል፣ ሓያል ፍቕሪ ሃገርን ህዝብን ዝሓደሮም ኣእላፍ ጀጋኑ ከፍረ፣ ባህሊ ጅግንነትን ሃገራዊ ፍቕርን ኪኹስኩስ ስለዝኸኣለ እዩ። ኤርትራ፣ ብፍቕሪ ሃገርን ህዝብን ዝከደዱ፣ ኩሉ ውልቃዊ ህይወት መኪኖም፣ ሃገራዊን ህዝባዊን ባህጊ ንምጭባጥ ዝቃለሱ ምሩጻት መንእሰያት እንተዘይነበርዋ፣ ብርግጽ ህላወኡ ነበረ'ያ ነበረ ኮይኑ ምተረፈ። እዞም ልዕሊ ህላወኦም ህላወ ህዝብን ሃገርን ብምስራዕ፣ ንዓና ንህዝቦም ዘለዎም ፍቕሪ ብመስዋእቲ ዝገለጹ ሰማእታት ኣሕዋትና እምበኣር፣ ልዕሊ ኹሉ በሪኾም ዝቕመጡ ኣኽሊልና እዮም። "ሰማእታትና ህያው እዮም" እንብል ህያው ክንከውን ስለዘኽኣሉና እዮም። ብርግጽ ድማ ህያው እንተዘይኮኑ፣ ንሕና ኣይምሃለናን። ኣካላዊ ሞት እንተሞቱ፣ ንህይወት ነፍሲ ወከፍና ምስ ልኡላዊ ክብረት ኣቕሚጦም ዘለው ንሶም እዮም። ህይወት ህልዋት ጥራይ ዘይኮነ ህይወት መጻኢቲ ወለዶታት ዝልምልም ድማ፣ ባህሎም፣ እናተወርሰ ምስዝቕጽል ጥራይ እዩ።

ከምዝፍለጥ ንሃገራዊ ናጽነት፣ ነፍሲ ወከፍ ስድራቤት ኤርትራ ሞባእ ከፊላ እያ። ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ መስዋእቲ ዘይጸለዋ ስድራቤት ኣላ ክበሃል ኣይከኣልን። ኩልና ብሉጽ ዋጋ ዝኸፈልናላ



ሃገር እያ። ፍቕሪ ሃገርን ተበጃውነትን እምበኣር፣ ኣብ ቤት ነፍሲ ወከፍና ዝርከብ ዘሐብን ሃገራዊ ክብሪ እዩ። ሳላዚ ብሉጽ ሃገራዊ ክብሪ ኢና፣ ክንመውት ዝተፈረድና ክንሰርርን ክንጥጥዕን ዝኸኣልና። ዋሕስ ቀጻልነትና ድማ ንሱ እዩ። እዚ ባህሊ'ዚ ናብ ተካእቲ ወለዶታት ናይ ምስግጋር ዕማም እምበኣር፣ ብቐዳምነት ናይታ ቆልዑ ኰስኩሳ እተዕቢ ስድራቤት ሪዚን ሓላፍነት እዩ። ድሕሪ ስድራቤት፣ ነዚ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ እያ። ድሕሪ ቤት ትምህርቲ ከኣ፣ ኣብያተ ስራሕን ትካላትን ሃገር። በዚ ምኽንያት ምኹስኳስ ሓያል ሃገራዊ ፍቕሪ ዓቢ ኣተኩሮ ናይ ወለዲ፣ መማህራንን ሓለፍቲ ስራሕን ክኸውን የድሊ። ምኽንያቱ ፍቕሪ ሃገር እንተሎ፣ ክብጻሕን ክግበርን ዘይክኣል ነገር ከምዘየለ፣ ሰማእታትና ብግብሪ ኣረጋጊጾሞ እዮም። ኩሎም ትካላት ሕብረተሰብን መንግስትን እምበኣር፣ መሰረት ዕብየቶምን ምዕባሌኦም ፍቕሪ ሃገር ምኳኑ ተገንዚቦም፣ ምሕቡሓብ ፍቕሪ ሃገርን ህዝብን ልዑል ኣቓልቦ ክሁብዎ ይግባእ። ምኽንያቱ መሰረት ህላወ ሃገር፣ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዝሰርጽ ሃገራዊ ፍቕሪ እምበር ኣጽዋር፣ ገንዘብ ወይ ካልእ ተኣምራታዊ መሳርሒ ኣይኮነን።

## ብጹያዊ ሓልዮት፡-

"ሕማቕ ሓጺንን ሕማቕ ሰብን የልቦን" ፍሉጥ ጭርሖ ጀጋኑና እዩ። ንሰማእታትና፣ ሰብ ምኹስኳስ፣ ብጹይ ምምልማል ቀንዲ ዕማም ምውሓስ ቀጻልነት እዩ ነይሩ። ንንኣሽቱ ምትብባዕ፡ ሞራል ምሃብ፣ ኣቡት ኳንካ ምምራሕ፣ ፍልጠትካን ክእለትካን ምስግጋር ባህሊ ሰማእታትና እዩ። ሓደ ካብ ዓቢይቲ ምስጢራት ዓወትና ሓድሕዳዊ ምክብባርን ሓልዮትን እዩ። ዘኽብርኻዮን ዘተባብዕኻዮን ሰብ፣ ኩሉ ክገብር ከምዝኽእል ሰማእታትና ብግብሪ ኣረጋጊጾምልና እዮም። ዓለም ብዓለማ ኣይክኣልን ዝበሉቶ ቃልሲ ኣንጻር ሓያላት ከምዝከኣል ዝገበረ፣ በዚ ባህሊ'ዚ ዝተኹስኰሰ ወፋይ ሰብ እዩ። ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንቑሕ፡ ወፋይን ጽኑዕን ሰብ፣ ካብ ሓጺን መጺን ከምዝሕይል ኣረጋጊጽዎ እዩ። ኣብ ምፍጣር ኩሉ መዳያዊ ምዕባለ እውን እቲ ወሳኒ ባህርያዊ ሃብቲ ወይ ፈሰስ ርእሰማል ዘይኮነ፣ ብቑንዱ ሰብ እዩ። ውሱን ባህርያዊ ሃብቲ ከለወን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ዝበጽሓ ሃገራት ናይዚ ኣብነት እየን። ስለዚ ኣብዚ ንህንጸት ሃገር እንረባረበሉ ዘሎና መድረኽ፣ ብጹያዊ ሓልዮት ዝመለለይኡ ባህሊ ሰማእታትና ወሪስና፣ ንሓድሕድና ክንከባበር፣ ክንተባባዕ፣ ዝያዳ ኹሉ ድማ ብዕድመ ንዝንእሱና ኣሕዋት እናሓብሓብና ተሞኩሮና እናቕሰምና፣ ዝያዳና ንኽምዕበሉን ንኽውንጨፉን ክንድርኾም የድሊ። መንቲግ ብመጠን ምጉባጡ እዩ ቀስቲ ኣርሒቑ ዝውርውር። ሕብረተሰብ ድማ ብመጠንቲ ንንኣሽቱ ኣባላቱ ኣብ ምኹስኳስን ምትብባዕን ዝደኸሞ እዩ ምዕባለኡ ዝውንጨፍ።

## ሃገራዊ ስሚት፡-

ሰማእታትና፣ ሃገራዊ ሓድነት ምንጪ ዘይጸዓድ ሓይሊ ምኳኑ ስለዝኣመኑ፣ ንኹሉ ከፋፋሊ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታትን ተግባራትን ወጊድ ኢሎም፣ ንመላእ ህዝቢ

ኣብ ሓደ ዕላማ ኣስሚርዎም፡ ንሃገራዊ ዕላማ ተወፋዮም ስለዝሰርሑ እዮም ናጻ ሃገር ክረክቡና በቒዖም። ስእነት ሃገራዊ ስሒት ክሳብ ክንደይ ንህላወ ሓደ ሕብረተሰብ ከምዝፈታተን፡ ተሞክሮ ብዙሓት ህዝብታት ክዝርዝር ይከኣል እዩ። ኤርትራውያን እውን እዚ ጸገምዚ ኣብ 50ታትን 60ታትን ብመጠኑ ጸልዩና እዩ። ገድሊ ኤርትራ ብሰንኪ ከፋፋሊ ትሕተ-ሃገራዊ ስምዒታት ኣብ 60ታት ንስዕረትን ምብትታንን ተገምጊሙ ምንባሩ ኣይርሳዕን። ሳላቶም ተባዓትን ብሱላትን ሰማእታትና ግን፡ ከቢድ ዕንወት ከይበጽሐ፡ ከፋፋሊ መስመር ብኣጋ ተኣሪሙ፡ ኩሉ ሃገራዊ ዓቕሚ ብስኒት ናብ ሓደ ዕላማ ክምዝቖንዕ ኮይኑ። እዚ ጸገምዚ፡ ሓንሳብ ስለዝተሰገረ፡ ኣይደግምን እዩ ክበሃል ኣይከኣልን። ደግሲ ከይህሉ ግን ወትሩ ሃገራዊ ስሒት ከም ብሌን ዓይኒ ክሕሎ ኣለዎ። ንሓድነት ዘናኽሙ ዝምባሌታትን ኣተሓሳስባታትን ብምምካት፡ ንዘኾነ ጉጅላዊ (ሰክተርያን) ኣተሓሳስባታት ብምቅላስ፡ ኩሉ መልክዑት ኣድልዎ ብትሪ ብምንጻግ ባህሊ ሰማእታትና ከነኽብር ይግባእ።

ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን- ምንጪ ብርቱዕ ሃገራዊ ፍቕሪን ተበጃውነትን እምነት ኣብ ሓባራዊ (ሃገራዊ) ዕላማ እዩ። እምነት ኣብ ሓባራዊ ዕላማ ድማ መሰረቱ ፍትሒ እዩ። ፍትሒ እቲ ቀንዲ መጣምር ሕብረተሰብ እዩ። ጥምረት ደቂሰባት ብፍትሒ እዩ ዝረጋገጽ። ፍትሒን ማዕርነትን ምስጥዞጥሓሱ፡ ጥምረት እናዘለቐ ናብ ምብትታን እዩ ዘምርሕ። ሰማእታትና ነዚ ሓቂዚ ብዕምቈት ብምግንዛብ እዮም፡ ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን ባህሎም ክኸውን ዝመረጹ። ኣብ ባህሊ ሰማእታትና፡ ሓላፍነት ዝስከም ሰብ፡ ኣገልጋሊ ፍትሒን ሓቅን ማዕርነትን እዩ። ወትሩ እናተሳሕለን እናሓየለን ብብቕዓት ክመርሕ እንተኾይኑ ድማ፡ ንባዕሉ እውን ቡቲ ዝሰርሖ ተሓታቲ ክኸውን ይግባእ። ኣብቲ ንሶም ዝሓለፍዎ ገድላዊ ህይወት፡ ከይተኣረመ ዝሓልፍ ጌጋ ኣይነበረን። ዝኾነ ዜጋ፡ ዝረኣዮ ጌጋታት ክልቅፍ፡ ተቢዱለ ዝበል ሓቅታቱ ኣፍሲሱ ፍትሒ ክረክብ መሰሉ እዩ። እዚ መሰልዚ ድማ፡ እምነት ናይቲ ተቓላሳይ ሰብ ኣሐይሉ፡ ንሃገሩን ህዝቡን ልዕሊ ነብሱ ከምዝፍቅር ገይሩዎ። ሕጂ ኮነ ጽባሕ እውን ተኣምር ዝሰርሕ እዚ ባህሊዚ እዩ። ፍትሒ እንተዘየልዩ፡ ምርግጋጽ ይኹን ብልጽግና ፍጹም ክሕሰብ ዘይክእል ምኳኑ ብምግንዛብ፡ ጾር ውጽዓት ዘቃልል፡ ንዓታቶም ዝዓበየ ዕድል ዝሁብ፡ ንጽገማት ዝሕግዝ ኣኪያይዳ ክንክተል የድሊ።

### ፍቕሪ ስራሕን ትምህርቲን መሃዘትን-

ነዊሕ ኣብ ዘይከነ ግዜ ክትስዋእ ምኳንካ እናፈለጥካ፡ ኣብ ቀጻሊ ትምህርቲን ስልጠናታትን ተጸሚድካ ብቕዓትካ ክብ ምባል፡ ብስራሕ ዘይምጥዝ፡ ጸገማትን ሕጽረታትን ብብልሓትን መሃዘትን ምስጋር፡ ገለ ካብ ብሉጽ ክብርታት ሰማእታትና እዩ። ሰማእታትና፡ "ትምህርቲ ብቕዓትካ ኣሐይሉ ዓቕምኻ ብዕጽፊታት ኣራቢሐ፡ ነቲ ተፍቅሮ ህዝብን ሃገርን ዝያዳ ክተበርክተሉ የኽእለካ'ዩ" ዝብል እምነት ስለዝነበሮም፡ ኣብ ትምህርቲን ምምዕባል ክእለትን ዝነበሮም ድሌት መዐቀኒ ኣይነበሮን። ሰማእታትና ካብ ብቓላት ብስራሕን ብዋኒናዊ ውጽኢትን ምዝራብ እዮም ዝፈትዉ። ንስራሕ ዝተዓደለ ኣእምሮ ብዘይካ ክንብርዩ ምባልን ብሉጽ ሕልምታት ምሕላምን ካልእ ስለዘይሓስብ ከኣ፡ ሰማእታትና ንበላ ቤለው፡ ሕሜታ፡ ምጥቛስ፡ ክፍኣትን ተንኰልን ዝኸውን ግዜ ኣይነበሮምን። ሳላዚ ብሉጽ ባህሊዚ ድማ፡ ብሰንፈላል ዝሓልፍ ግዜ ስለዘይነበሮም፡ ኣብታ ሓጻር ህይወቶም፡ ብዙሕ ዓሚሞም፡ ብዙሕ ኣፍርዮም፡ ነባሪ ሓወልቲ ተኺሎም። እዚ ባህሊዚ ሎሚ ኣብ መስርሕ ህንጻት ሃገር ዝያዳ ኹሉ ዝጥለብ ብምኳኑ ካብ ባህሊ ሰማእታትና ክውረስ ዘለዎ ብሉጽ ክብሪ እዩ።

### ርእሱምትእምማን-

ርእሰ ምትእምማን እቲ ጉሉሕ መለለዪ ባህርይ ሰማእታትና እዩ። ሰማእታትና ብኣተሓሳስባ ይኹን ብግብሪ ኣብ ነብሶም እዮም ዝኣምኑ። "ንጸላኢ ብጥይቱ ብበረቱ" ዝብል ፍሉጥ ጭርሖኦም፡ ንልዑል ርእሰ ተኣማንነቶም እዩ ዝገልጽ። ኣብ ፖለቲካ፡ ካብ ዝኾነ ትንታኔታትን ፍልስፍናታትን ንላዕሊ ንሃገራዊ ዕላማኦም እዮም ዘቐድሙ። ኣብ ቁጠባ፡ ኣብ ውሽጣዊ ዓቕምታትካ ምምርኳስን ንዕኡ ምምዕባልን እዮም ዝመርጹ። ኣብ ባህሊ፡ ንጉዝኣ ባህላዊ ውርሻታቶም እዮም ዘድንቑ። ክንዲ ዝኾነ ንዘገጠሞም ጸገም ካብ ካልእ ድሕነትን መዋጽኦን ከይተጸበዩ፡ ብጻዕሮምን መሃዘኦምን እናፈተሑ ይምርሹ። እዚ ባህሊ ሰማእታትና ዝኾነ ክቡር ውርሻዚ እምበኣር፡ ኣብ መስርሕ ህንጸት ሃገር ክንወርሶን ከነማዕብሎን የድሊ። ናይ ወጻኢ ክእለትን ክኢላታትን ዘድልየና እኳ እንተኾነ፡ ብቐዳምነት ኣብ ክእለትናን ክኢላታትናን ክንተኣማመን፡ ክእለት ዜጋታትና ንምምዕባል ቀዳምነት ሂብና ክንሰርሕ፡ ንዜጋታትና ከነኽብር፡ ንስርሖም ከድንቕን ከነተባብዕን የድሊ። ንጉዝኣ ርእስኻን ዓቕምኻን ምንእኣስን ምንሻውን ኣብ ጎደና ድሕረት ዘዕሊ ሕማቕ ባህሊ እዩ።

ንኹብሱ ዘኾበረ ብኻልኦት ክኽበር ስለዘይክእል እምበኣር፡ ነቲ ሓድሕድ ናይ ምክብባርን ኣብ ጉዝኣ ዓቕምኻ ናይ ምትእምማንን ብሉጽ ባህሊ ሰማእታትና ወሪስና በቲ ዝተጓዓዝዎ ቅኑዕ መገዲ ክንምርሽ ብኣጋጣሚ ናይ ሎም ዘበን መዓልቲ ሰማእታት ቃልና ነሐድስ!



# ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?

ኣማኑኤል በርሀ

ኣብ ዝኾነት ናይ ዓለም ከተማ፡ ኣብ ሓደ ግዝ ኣቲ'ኻ መናድቑ ምስ እትጥምት፡ ዝኾነ ዘመናዊ ስልማት ክጸንሓካ ንቡር'ዩ። ኣብ ዝኾነት ናይ'ዛ ዓለም ቁሸት ኣቲ'ኻውን፡ ኣብ መናድቕ ሓንቲ ግዝ ገለ ባህላዊ ስልማት ኣይሰኣንን። ኣባና ድማ፡ ኣብ ዝኾነት ናይ ከተማ ትኹን ገጠር ግዝ ኣቲ'ኻ ስእሊ ስውእ ምርኣይ ልሙድ'ዩ። መስዋእቲ፡ ከይፈተናዮ ግን ከኣ ብፍታውና ስልማትና ጌርናዮ። ኣባና፡ ኣብ'ዛ ዓዲ "ኣለናልኪ"፡ መስዋእቲ ከም ሕቶ እንተመጺኣ "ንዓይ ንዓይ" ንበሃሃለሉ ክንምልሶ።

ወፊርና ውዒልና ንግዛ እናኸንኣቱ፡ "ከመይ ውዒለ ሎሚ?" ንብሎ ኑቲ ስእሊ ሓርበኛ። ከመይ ውዒለ ሎሚ - ብብኞዓትዶ ዓይየ? ከመይ ውዒለ ሎሚ - ከየማኻኽኹ ብተወፋይነትዶ ሰሪሐ? ከመይ ውዒለ ሎሚ - ሃገራውነተይ ኣብ ቦታኡዶ'ሎ? ከመይ ውዒለ ሎሚ - ዘተሓጃጁፍን ዘጣምርን መንፈስዶ ውዒሉ'ኒ? ከመይ ውዒለ ሎሚ - ብፍቕርን ሰላምንዶ እመላለስ ኣለኹ? ከመይ'የ ውዒለ ሎሚ - ካብ ዝሃብኩኺ ሕድሪ ገለ ዕማምዶ ዓሚመ? ንሓቶ ኑቲ ህያው መንፈስ ዘለዎ "ስእሊ" ጅግና - ይምልሰልና ድማ። ንድፊ ጽባሕና ኸኣ ነዕልሎ። "ኣሻብኩም ደኣ!" ይብለና'ምበር፡ "እቲ ዝተረፈ'ኸ?" ዝብል ዘስክፈና ሕቶ ኣይሓተናን። ኣሻብኩም'ወ ይብለና - ኣሻብና ዲና ዝባደመ መሬት ቀጠልያ ቀይርናዮ። ኣሻብኩም'ዩ ዝብለና - ኣሻብና ዲና ዑፍ ዘስቲ ዕቋር ማይ'ውን ዘይርከቦ ስንጭሮታት ፈቐድኣ ቀላያት መሊእናዮ። ኣሻባኹም ይብለና'ምበር - ኣሻብና ዲና ነዚ ግዜ ምስ ዑደቱ ተቐዳዲምናዮ።

ኣቱም ሰቡት! መስዋእቲ'ኳ መፈጸምታ ዕማም ኣይኮነን። እቲ ዕዮ ግዝኡ ፈጺሙ ንመስዋእቲ ዝተሓርየ፡ መውዳእታ ዘይብሎም ዕዮ ግዛዩ ገዲፍልካ ዝኸይድ።

ስለዚ፡ "ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?" ዝብል ረዚን ሕቶ'ሎ። ድሕሪ መስዋእቲ ዘለዉ ገድልታት ማእለያ የብሎምን። ንዓና ኣዛም ክብሪ መስዋእቲ እንፈልጥ፡ ንዓና ኣዛም ርግኦቱ እንርዳእ ሓፋሽ፡ ነዚ ሕቶ ባዕሎም ዝምልሱ ውዕሎታትና ማእለያ የብሎምን። ንሕና ደኣ'ሞ፡ ስግር ሩባ ሰጊርና'ውን ብገጽ ምስ ዘይንፈልጣ ኣደ ሰማእቲ እኳ ኢና እንደጋገፍ።ንሕና ደኣ'ሞ፡ ኣብ ክልተ ጫፋት እናንብርና እኳ ኢና ብኣካል ርኢናዮ ንዘይንፈልጥ ወዲ ስውእ ውላድና እንንብሮ። ንሕና ደኣ'ሞ፡ ንመስዋእትነት ፍረ



ክንፈጥረሉ ከይተታኸስና እኳ ኢና እንዓዩ። ንሕና ደኣ'ሞ. . .!

ፍረ መስዋእቲ ናጽነት ምስኮነ፡ "ፍረ ናጽነትከ?" ንዝብል ሕቶ'ኳ መንእሰይ ሎሚ ብብቕዓትን ተወፋይነትን ሃገራውነትን እናዓጸየዩ መሊስዎን ዝምልሶ ዘሎን። ዋርሳይ'ኳ ልዑላዊ ክብሪ ንምርግጋጽ ንመስዋእቲ ተቐዳዲምሉ'ዩ። መንእሰይ ሎሚ'ኳ ንድቃስ ብቐም ተኪኡ'ዩ ንኣኻውሕ ሓቑቕ ዘፈልፍሎ ዘሎ። መንእሰይ ሎሚ'ኳ ከይተርፍ ዘይኮነ ዝሓስበሲ፡ "ዝበለጸኩ ኣነ ክኸውን ኣለኒ" ኢሉ'ዩ ለይቲ ለይቲ ሓድሽ ሞያ ኣጥርዩ ክሓድር ዝቀዳደም ዘሎ። "ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?" ንዝብል ሕቶ'ምበኣር፡ ኪኖ ብቓል ብትእምርቱ'ዩ ዝምልሶ።

ንኸዱ'ሞ ንሰማእቲ - ብመንፈስ ንኸዱ፡ "እንታይ ሐዝካለይ መጺእካ?" ክብለና ከሎ ግን ገለ ብስራት ተማሊእናሉ ምእንቲ ክንከይድ፡ "ኣብ እግሪ ገረብ ክንመሃር ዝገደፍካና፡ ሎሚ ግን ደቅ'ኻ ኩለንትናኡ ኣብ ዝተማልአ ግሩም ህንጻ ኣምሀሮም ኣለኹ" ዘብል ዕዮ ዓይና ንኸዱ። ንኸዱ'ሞ - ብመንፈስ ንኸዱ፡ "እንታይ ሒዝካ መጺእካ?" ክብለና ከሎ ድማ፡ "ብበቕልን ብዓራትን ተጻይርና ነዊሕ ተጓዒዝና ንሕከም ዝነበርና፡ ሎሚ ግን ኣኣብ ደንበ'ኻ ኮይኑ'ሎ ሕክምና" ንብሎ ኮሪዕና። መዓልታት ዓቕበ-ቁልቁለት ንጓዕዞ ዝነበርና፡ ሎሚ ግን መካይን መንገዲ ማይ ጌረንኦ'ለዋ ዘብል ጻዕሪ ድማ ንጽዕር። ሓንቲ ሕቶ'ኳ ምእንቲ ከይተዋጥረናስ፡ ንውፊ - ዘየቋርጽ ጻዕሪ። "ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?" ንዝብል ሕቶ ድማ ኣጉሊሕና ብተግባር ንምልሶ።

ንናጽነታ ንስዋእ፡ ንምውሓስ ልዑላውነታ ንስዋእ፡ ንልምዓታ ንስዋእ፡ ንዘሓተተትና ንምልስ፡ "ዝበልክዮ ይኹን" ንብላ። ናጽነት ኮይኑ፡ ገድሊ ንቕጽሎ፡ ልዑላውነት ተዋሒሱ፡ ገድሊ ንቕጽሎ፡ ለምሊማ ተሰሊማ፡ ገድሊ ንቕጽሎ። ገድሊ መውዳእታ የብሉን። ፍረ ገድልና ድማ ውትሩ ፍሩይ'ዩ። ድሕሪ መስዋእቲ ገድሊ እንተቋሪጽካ ደኣ'ሞ እንታይ ፍረ ክርከቦ'ቲ መስዋእቲ።

"ኣቦይ እንተዝህሉ'ስ'ምበር" ዝብል ቈልዓ እንኮ'ውን ይኹን ምእንቲ ከይርከብ ኣቦታት ክንኮኖ ንኽእል። "ወደይ ከሎ'ስ'ምበር. . ." ትብል ኣደ እንኮ'ውን ትኹን ከይትርከብ ከየድመጸት ከላ ካብ ገጻ ኣንቢብና ንኽእለላ። በዓል እንደኣ ዘኪራ እተስተማስል ወላዲት እንኮ'ውን ትኹን ከይትህሉ "ኣለኹልኪ" ንብላ። "ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?" ዝብል ሕቶ፡ ሕቡናት ኬንና ንምልሶ። "ድሕሪ መስዋእቲ'ኸ?" ዝብል እንተመጽኣ፡ የማን ኣርእዮ ገደል ክንደል፡ ጸጋም ኣርእዮ ኀልኀሉን

ኀቦኡን ጥሉል፡ ሓፋሽና ነርእዮ ሓድሕድ ክተሓናገር፡ ጉዛና ነርእዮ ብፍቕሪ ዝማሞቕ፡ ሕብርና ነርእዮ ብፍረ መስዋእቲ ዝደመቐ።

ድሕሪ መስዋእቲኸ? ብትብዖት ዝሰገርናዮ ተጻብኦ ሓጺን፡ ብንቕሓት ዝሓለፍናዮ ተጻብኦ ኣእምሮ፡ ብተወፋይነት ዝዓመምናዮ ዕዮ ልምዓት፡ ብጽንዓት ዝፈንቀልናዮ ኣኻውሓት፡ እኹል መልሲ'ዩ። ድሕሪ መስዋእቲኸ? እምነትና ኣብ ውሽጥና፡ ብርሃንና ካብ ውሽጥና፡ መስመርና ብሕርያና፡ እዚ'ውን መልሲ'ዩ - ብቑዕ መልሲ!

ንዕዮና "ጽባሕ የርክበሉ" ኣይበልናን፡ ንጽባሕ ግን ኣመና ንኣምና - ጻዕሪ ለሚ ፍረ ጽባሕ ምኽኑ ስራሕና ስለዝሰገረና። ኣብ ዕዮና "ትማሊ ሰራሐ'ንደየ" ኣይበልናን - ውዕሎ ትማሊ ግን ብሓበን ንጸውየሉ። "ካብ ንዓመታ ደርሆ ለሚ እንቋቑሖ" ኣይበልናን - ኣብ ለሚ ኬንና ንጽባሕ ንሰርሕ። ንትማሊ፡ ለምን ጽባሕን ብዘሐብን ታሪኹ ሓያል ጻዕርን ብሩህ ተስፋን ንጥምተን። ድሕሪ መስዋእቲኸ? ድሕሪ መስዋእቲ ደኣ፡ ንመስዋእትና ሓበን ቆጺርና፡ ኣብ ለሚ ብዘይ ሰለም እናሰራሕና፡ ጼጋ ጽባሕና ብርኩትን ርጉጽን ምኽኑ ተኣማሚንና ንነብር ኣለና።

ሓቅና'ንዲና ደኣ ዕረፍቲ ከይንፈቱ። ሓቅና'ባ ኢና ድሕሪ ዓቢ ዕማም ካልእ ዓቢ ውጥን ከለውጽእ ንእለቱ። ሓቅና ኢና'ወ ብዙሕ ሰራሕና ከለናስ ምንም ከምዘየበርከትና ትሕትና ከለርኢ። ሓቅና ኢና ነዛ መሬት ለይትን ቀትርን እናጸዓርናላስ "ጌረላ" ከይንብል። ብደምና ኣለስሊስና ብርሃጽና እናለምለምናያውን ብዙሕ ዝተርፈና ከምዘሎ ክንምስክር። ሓቅና'ወ ኢና ድሕሪ ጸሓይ ዕራብ'ውን ጸሓይና ፈጢርና ብለይቲ ክንምዃኽር። ዘልማዕና እንተልማዕና፡ ዘፈንቀልና እንተፈንቀልና፡ ዝሃጸና እንተሃጸና፡ ከመይ ኣቢልናሞ ዕዮ ጉዛና ዝተዛዘመ ኮይኑ ክስመዓና። ኣብ ዕዮ ጉዛና ተሓቲትናዮ ዘለና ሕቶ ደረት የብሉን መልሲታቱ - እናተመለሰን ድቂ መልሲ እናፈጠረንዩ ዝኸይድ። ድቂ መልሲታትና ከለዐቡኽ ከኣ ተወሳኺ ዕዮ የድልየና። ዝዓኾኽ መልሲ'ውን ናቱ ድቂ'ለዎ። መውዳእታ የብሉን እቲ መንገዲ - ኣብ ነፍሲ ወከፍ ነቑጣ ዓወት'ዩ እቲ ዕረፍቲ። እቲ ምንታይሲ፡ ትንፋስ ዝኣክል ሂቡ'ዩ፡ "ብርሃጽኩምን ንቕሓትኩምን፡ ብልጽግቲ ዓዲ ሃቡኒ" ኢሉ ዕዮ ገዛ ሂቡና። ምንባሩ፡ ህይወቱ፡ እስትንፋሱ፡ እቲ ናይ ብሓቂ ህላወኡ ንዘወፈያልካ ሰማእቲ ደኣ'ሞ፡ ዝጸደኻ እንተጸደኻ ከመይ ኣቢልካ፡ "ምስ ውዕለትካ ዝዳረግ ኣፍርየ'ለኹ" ኢልካ ዕረፍቲ ክትመርጽ። ንእስኑ፡ ኩለንትናኡ ንዘሃበካ ደኣ'ሞ፡ ብኣየናይ መለክዒ መዳርግቲ ህያብ ክትረኽበሉ'ሞ፡ "ደጊም ይኣኽለኒ" ክትብል። እቲ ንዕኡ ዝዳረጎ ህያብሲ፡ ብህይወት ክሳብ ዘለኻ ዕዮ ገዛኻ ብዝግባእ እናመለስካ ምንባር'ዩ። ሓቅና ኢና ብሓቂ ክንውፈ፡ ክንጸንዕ፡ ክንቃደ፡ ክንተብዕ፡ ተጣሚርና ክንወፍር፡ ሓቅና ኢና ከኣ ከለድምዕ!

ንሕና'ኳ፡ ንመስዋእቲ ንጸልኦ'ምበር መዓስ ንፈርሖ። ንመስዋእቲ ንቀዳደመሉ'ምበር "ሲጋይ ሲጋኻ" መዓስ ንበሃሃለሉ። ንመስዋእቲ ባርኾት'ምበር ሞት መዓስ ንቖጽሮ። ሞትዛ ሞት ንኹሉ ትኸእሎ ኩሉ'ውን ዝኸእላ ደኣ ኪኖኣ'ንዲና ንስገም።ሞትዛ ዕጫ ኹሉ ከም ሰብና በብሓደ ባዕላ ክሳብ ትመጽኣና ከይተጸበና፡ ንስለ ብዙሓት ፊት-ፊት ባዕልና ንገጥማ።

ኣብ ኩሉ መኣዝን'ዛ ዓዲ፡ ንስለ'ዛ ዓዲ፡ ህላወ ስውእ ኣሎ። ኣብ ፈቖዶ ቀጽሪ ቤት ማእሰርቲ፡ ንስለ'ዛ ዓዲ፡ ምስጢሩ ኪኖ ዕምቆት ውቅያኖስ ቀቢሩ ዝሓለፈ ስውእ ኣሎ። ኣብ ፈቖዶ ዓዲ፡ ንስለ'ዛ ዓዲ፡ ኣብ ማእከል ጉዛኣ ዓረር ዝረኸበታ ስውእቲ ኣደ'ላ። ምስትንፋስ ምቁራጽ ጥራይ ትርጉም ሞት ተላቢስካ ማለት ከምዘይኮነ ኣሚናሞ፡ ሪሞም ከማምቑ ኣብ ምውኻቕ ከርሳ ሰፊሮም። ኣብ ልቦም ኣእትዮማ፡ ትንፋሶም ሂቦማ፡ ኣብ ልባ ደማ ኣእትያቶም። ነዛ ደንበኦም እምብዛ ኣፍቂሮማ፡ ንሳ'ውን ሓርያቶም። ከይትዝኸትም ውሉዳት ኮይኖማ። ከይትባድም ክትጥጥዓሎም "እንኪ ደምና" ኢሎማ። ከይትጠፍእ፡ ክትህልወሎም ትንፋሶም ሂቦማ። ነቀይ ነቀይ ከይትብል ደማ ኣዕጽምቶም ሸኺሎም ኣንከራት ኮይኖማ። ንስለ ህላወኣ ካልእ መልክዕ ናይ ህላወ ሓርዮም። ትንፋስካ ሓቢእካ፡ መሓውርካ ኣዕሪፍካ ህላወ ከምዘሎ ኣሚናዮም። ሓቅና'ንዲና ደኣ መመሊስና ክንምልሶ ዕዮ ጉዛና።

ትማሊ'ኳ እዚ ቀረባ ትማሊ፡ ሃገር ብመስዋእቲ ወለዶታት ከምእትቕጸልን እትብልጽግን ኪኖ ዕድመኦም ዝኸቕሕሉ ጽብደላት ንመስዋእቲ ሃንቀፋይ ኢሎም ተቐቢሎሞ። ትማሊ'ኳ እዚ ቀረባ ትማሊ፡ ምውሓስ ልኡላውነት ንሓዋሩ ዘየቋርጽ ዕዮ ምኽኑ ኣሚኖም፡ ንመስዋእቲ "ኣለናልኪ" ኢሎም። ትማሊ'ኳ እወዚ ቀረባ ትማሊ፡ ተዘርዚሩ ዘይውዳእ ፊትሊ ሓርበኝነት ምስ ገድሊ ዘጣመሮም ምዑታት ጉልቡቶም ምሃብ ዕግበት ከለእምምሲ እስትንፋሶም ሂቦምዋ። ድሕሪ መስዋእቶም ደማ፡ ውትሩ እናተመለሰ ግን ዘይዛዘም ዕዮ ገዛለና።



# ድምቀት ምስሊ ጽባሕና

**ዘቢብ ዘመን**

ምናልባት፡ ኣብ ግዜ ጸበባ በታ ዘላቶ ተባላሒቱ ሽግሩ ዝፈትሕ ሰብ "ጥበበኛ" ይስመ ይኸውን። ንሕና ግን ንባዕልና ጥቡብ ኢና። እቲ ኣጸዋሩን ብዝሒ ሰራዊቱን ጸባጺቡ ዝምካሕ'ውን "ሓያል" ይስመ ይኸውን። እዚ ነዛ ዓለም ኲናት'ምበር ሰላም ከምጽኣላ ዝምካሕ ኣይኮነን። ንሕና ግን ኪኖ ሓያላን ሓይሊ ኢና ንባዕልና። ኩሉ ዝእዘዞ ወረጃ እንተተረኽበ'ውን "ክቡር" ይስመ ይኸውን። ንሕና ግን ክቡር ክብርታት እንውንን ኩብሪ ኢና ባዕልና። እዚ ንጃህራ ኣይኮነን። ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ስልጡናት ምኳንና ቅርሲታትና ምስክርና'ዮም። ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ'ወ ህርኩታት ምኳንና ኣሰራትና ይነግሩ'ዮም። ኣብ ግዜ ጭንቅን ጸበባን ዘይንሻቐል ኣደሻታት ምኳንና'ሞ ዛንታ ሰውራ እኹል'ዩ። ክብርታትና ዓቂብና ንወለዶታት እንኻዓዝ ህዝቢ ምኳንና ኸኣ ውዕሎ ዋርሳይ ባዕሉ ይዛረብ'ዩ።

እንታይ ኣሚንና ዲና ብዛዕባ ድምቀት ጽባሕና ፍጹም ዘይንጠራጠር? ውጥንና ሓሲብና ስለ እንኻድፎ፡ ባይታና ብጉዛእ ርእስናን ቅልጽምናን ስለ እነንጽፎ፡ እምነትና ኣብ ውሽጥና ስለዝኾነ፡ ውዕሎ ትማልና ስለዘመሃረና፡ ዘይከኣል የለን ስለ ዝኾነ ጭርሖና፡ ዘይከኣል ከምዘየለ ኸኣ ቀዳሞት ምስክር ንሕና ስለዝኾንና፡ ከመይ ኣቢልና'ሞ ብዛዕባ ዓወት ንድፍታትና ክንጠራጠር። ትማሊ'ኳ "እንተቆዶ ቆዶ፡ እንተዘይቆዶ ሕንጣጦ" ኢልና ኣይኮንናን ኣብ ከውሕን ቋቑራን ኣቲና ተጋዲልና። ዕላቱ ብዘየገድስ ብርግጽ ክንዕወት ምኳንና ርግጸኛታት ስለዝነበርና ኢና ብእምነት ተጋዲልና - ተዓዊትና ከኣ።

ሓድሕድ ንተዓናገል'ምበር መዓስ ንማናጠል። ሓድሕድ ንደጋገፍ'ምበር መዓስ ንጋዳደፍ። ሓድሕድ ንተኣላለ'ምበር መዓስ ንፈላለ። ሓድሕድ ንተሓናገር'ምበር መዓስ ንናገር። ከምዚ ዓይነት ሓድሕዳዊ ጥምረትን ስምረትን ሒዝና ደኣ ብዛዕባ ጽባሕና ከመይ ኣቢልና ክንጠራጠር።

"የብልኩምን" ዝብል እንተመጽአ ተማጓቲ፡ "እቲ ዘሎ ኣበይ ኣሎ?" እንተበለ ክርዳድ ሓታቲ፡ ዋጋ ሂብኩም ቃላት ኣይትኽሰሩ፡ ንቓላቱ ብስቕታ መልሱሉ - ሓደ ካብ'ቲ ዘሎና ናይ ምምላስ ሓይሊ'ንደኣሉ። ንስቕታና ዘይርዳእ፡ ንስቕታና ዘየንብብ፡ ካብ ስቕታና ድምጺ ዘይሰምዕ እንተኾይኑ ግን፡ ንቓላትና'ውን ክሰምዖ ስለ ዘይክእልሲ፡ ናይ ቃላት መልሲ ኣየድልዮን'ዩ። ንስቕታና ዘየንብብ ደኣ ንቓላትና ከመይ ኣቢሉ ክርድኦ። ስቕታ መልሲ'ዩ፡ ስቕታ ፈውሲ'ዩ፡ ስቕ ምባል ማለት ግን ዋላ ሓንቲ ዘይምባል ማለት ኣይኮነን። ርግእ ንብል ካብ ሃታሃታ፡ ስቕ ከኣ ንብል ካብ ሆይሆይታ። ስቕ ናይ ምባል ዓቕሊ'ሎና - ስቕታና ዓውታ ስለዝኾነ!

ሰብ፡ መንነቱ'ውን ከም ጽላሎቱ ቁመቱን ኣንፈቱን ምስ ናይ ብርሃን ኣንፈት ዝቀያየር፡ ቀልቡ ድማ ምስ ዘዘመጽኦ ንፋስ ዝንዓዝ እንተኾይኑ ከመይ ኣቢሉ "ኣለኹ" ክብል ይኽእል? "ካብ ንዓመታ ደርሆስ ሎሚዘመን እንቋቑሖ" ዝብል፡ ዓቕሉ ዓቕሊ ዝቑሎ ዘሎ እንጣጢዕ እንተኾይኑ'ኸ ኣበይ ኣሎ ህላወኡ? ንሕና'ዞም ንሕና፡ ክሳብ ደረት ትርኢት ጠመተና፡ ነታ ዝርሓቐት ጽባሕ ዘጣምር ንድፍና፡ ንመጋውሓት፡ ልሳንና ብስቕታ ተግባርና ብዓውታ እንምልስ ሓፋሽ ግን፡ ትዕግስቲ'ሎና - ናብ ጽባሕ ዘስግር ትዕግስቲ!

ትማሊ ንእምባታት ዓቐበ ቁልቁሉ ከም ማይ ንዘሰተዮ በጽሒ፡ ሎሚ ኩጆት ኣብ ቅድሚኡ ቀሪብካ ክጸድፈልካ ምሕላም ዓቕሊ ጸቢት ጥራይ'ዩ። ትማሊ ትማሊ ኣብ ዒላ ሓንቢሱ ንዘወጽአ ወለዶ፡ ሎሚ ኣብ ቀላይ ምሕንባሱ ክጥሕለልካ ትጽበዮ እንተኼንካ'ውን ዓቕሊ ጸቢት ጥራይ'ዩ። ኣብ ዝባን ኣንበሳ ተወጢሑ እናኸደ ብውኻርያ ክርዕድ ትጽበዮ እንተኼንካ'ውን ተወሳኺ ዓቕሊ ጸቢታዊ ሕልሚ'ዩ። "ኣንታ ጎይታይ ክፉኡ'ባ ኣሕልመኒ" ኢልካ ጸሊኻ ደቂስካ፡ እሞ ድማ ከየሕለመካ ዝሓለምካ ስለ ዝጠዓመካ ጥራይ ብበዕገግካ መግለጺታት ምውጻእሲ ዓቕሊ ጸቢት'ንደኣሉ። ንሕና ግን ነዚ ናይ ጭንቀት መደረታት ለሚድናዮስ፡ ብብዙሕ ስቕታታት መልሲ ሂብናሉ። እንተስ ስቕታና ሰቕሲቕዎም ወይ'ውን ክርድእዎ ኣይከኣሉን ግን፡ ኣብ ጥርሑ ዓውዲ ሽንኮለል ምባል ይቕጽልዎ'ለዉ። ሕጂ'ውን ስቕታና'ዩ ዓውታ። ትዕግስቲ'ሎና፡ ዓቕሊ'ሎና፡ ጽንዓት ኣሎና፡ ናይ ምጽማም ጥበብ ኣሎና፡ ትብዓት ከኣ'ሎና! ጸብደላት ኢና



- ስለዚ ኸኣ በርሃውሃው ዝበለ'ዩ ምስሊ ጽባሕና!

ኣእምሮኡ ጽልግልግ ዝበሎ ወይ'ውን ፈሊጡ ኣዒንቱ ዝዓሙተ እንተዘይሃልዩ፡ ርኣይዎ መንገድና ኣዝዩ በርሃውሃውሃው ዝበለ። ኣእምሮኡ ደርቂ ዝሓዞ እንተዘይሃልዩ፡ ርኣይዎ ሰማይና ብደመና ተሸፊኑ፡ ሩባና ምሉእ፡ ላምና ድማ መላእ። ሕጂ'ውን ኣእምሮኡ ዝሓመመ እንተዘይሃልዩ፡ ፈትሽዎ ጥዕናና ምሉእ - ይመስገን ፈጣሪ። ጥራዝ ጽባሕ ብዝጥባእ ኩተንብቡ እንተ'ኸኣልኩም፡ ኣንብብዎ ጽባሕና ርሁው። መስመርና ድማ እታ መስመር ትማሊና፡ እታ ሓራ። እዚ ድማ ብእግዚኦ ዘይኮነ ብጻዕርና ዘምጻእናዮ ስለዝኾኑ፡ ብመርገም ሓሳዊት ዝብለል ኣይኮነን።

መን'ሞ ከማና ትርጉም ናጽነት ብዝጥባእ ዘስተማቐረ። መን'ሞ ከማና ዕለታት ናጽነት ብዝጥባእ ዝተጠቐመለን። መን ኣሎ ከማና ኪኖ ገድሊ ንናጽነት ካልኦት ሓምላይ ገድልታት ባዕሉ ፈጢሩ ኣብ ሓርኮትኮት ዝኾበር። መን'ሞ ከማና ኣብ ብህሎ ዘይኮነ ኣብ ውዕሎ ኣሚኑ፡ ብርሃጹ ዝድረር። መን ኣሎ'ወ ከማና ሕቶታት ናጽነት ብዝጥባእ ብምምላሽ፡ ናጽነት ማለት ገዛእቲ ሓይልታት ካብ መሬትካ ምውጻእ ማለት ጥራይ ከም ዘይኮነ ብጥበሪ ዘመስከረ። ንሕና ንስራሕ ክንወፍር ከለና፡ ከም ሰብ ስራሕ ምሳና ተሲኦም ዝራገሙ እንተተረኽቡ'ውን ንምስሊ ጽባሕና ዝድውን ሰማዒ ዝረኽቡ ኣይኮኑን።

ናጽነት'ኳ ኬድና ኣምጺእናያ'ምበር ባዕላ ኣይመጽኣትናን። ኮሊልና ረኺብናያ'ምበር ባዕላ ኣይረኸበትናን - ሕጂ ብሓንሳብ ኣለና። እቶም ደቂሶም ከለዉ ዝመጽኣቶም'ኳ ዝጽምብልዋ ደኣ፡ ንሕና ደኣ ብዓጸፉ ዓጸፋታት'ምበር ንጽምብላ። ነሐንቅቓ፡ ንዕኩኻ፡ ዝኣዘዙትና ከኣ ንሰምዓ። እንታይ ከይትእዝዝ ብዘይካ ህንጸት፡ እንታይ ከይትእዝዝና ብዘይካ ልምዓት፡ እንታይ ከይትእዝዝና ብዘይካ ጥምረት፡ እንታይ ከይትእዝዝና ብዘይካ ሓሞት። እዚ ደኣ ቀሊል ሕቶ'ንደዩ ንዓና። ንምልሶ'ወ ብተግባር ሓቢርና፡ መሊስናላ ከኣ - ናጽነት ስሒቓ።

መስገኖ ኢና ንብል መዓረ ዓርዓረ። መስገኖ ኢና ንብል ዘለቐ ተረረ። መስገኖ'ወ ንብል ሓጋዩ ክረምቱ። መስገኖ ኢና ንብል ከምኡ ጌሩ ፈጢሩና። መስተማሰልቲ ኣይኮንናን - ኣብ ጽባሕ ስለእንኣምን። መዕዘምዘምቲ ኣይኮንናን - ዘለና ይባርኸልና። ምኒን በሃልቲ ኣይኮንናን - ብጻዕርና ከምእንፈትሖ ስለእንኣምን ንጸገማትና። ተመስገን ኢና ንብል - ቅዱሳት ስለዝኾንና።

ኣይኮነንዶ ሎሚ፡ እንጌራ'ኻ ከም ህርኩትኑትካ፡ ኣይኮነንዶ ሎሚ፡ ናህርኻ ከም ሓይሊ መሓውርካ፡ ትማሊ'ኳ ኣፍናን ከርስናን ጥራይ ዘይኮነ ቆፎና'ውን እናምበሃቑ፡ ሩባታትናስ ይትረፍ ማያት ትሕቲ ለሰ'ውን እናተጸንቀቓ፡ ሸዑ'ኳ ዓቕሊ ዘየጽበብና፡ ሸዑ'ኳ ተመስገን ዝበልና፡ ሸዑ'ኳ ተስፋ ዘይቆረጽና፡ ሸዑ'ኳ ከምእንሰርር እምነት ዘየጉደልና፡ ሸዑ'ኳ "ጽባሕ ክጸብሕ'ዩ" ኢልና ብእንጌራ ጽባሕ ዝነሳዕና። ትማሊ'ወ መሬትና ቤተ-ሳይዳ መዕቆቢና ፔርሙዳ ክኸውን፡ እቶም ስርናይን ክርዳድን ብሓደ ዝምሕዉ፡ ብቕንዕና ንዝተበገሰ ብመንደራጋሕ ዝዕንቅፉ ከምኡ ክፈርዱና ከለዉ፡ "ኀይታ'ለዎ ባዕሉ" ኢልና ቃልስናን ጻዕርናን ብጽንዓት ዝቐጸልና። ንቑራስ እንጌራ ተመስገን ኢልና ተማቒልናያስ ብርኽቲ ኮይና ድማ ናብ ሎሚ ኣስጊራትና - ኤረና ዓዲ ተመስገን!

ትዝክርዎዶ ትማሊ

ክወናጨፍ ቁልዒ

ሓዊ ተባራዒ

ብህይወት ተጣላዒ፡

ንዘርእስ ይትረፍ ክሰኣን ንጥጥቕ

መስኪን መሶብ. . .

ንጣብ ክስእን ይትረፍ ዞማምቕ

ኅኅስ ይትረፍ ክሕረመና ቋቕ።

ትዝክርዎ'ወ ከመይ ዘይትዝክሩ፡ ሎሚ እንታይ ይዓጅቦም ነዚ ዝሰገሩ። ትዝክርዎ'ወ ከመይ ዘይትዝክሩ፡ ኩቡዲ እናኣወየ ብማይ ጨው'ንደዩ ተሰጊሩ። ትዝክሩ ግድን ከመይ ዘይትዝክሩ፡ ብርሃን ማዕዶ ኣብ ዘይርኣየሉ ብእምነት'ንደዩ ተሰጊሩ። ንዕኡ ሳላ ዝተጻወርና፡ ብመከራ ትማሊ ኣላሽ ሳላ ዘይበልና፡ ኣብ ትማሊ ኬንና እዛ ሎሚ ከምትመጽእ እምነት ሳላ ዘሕደርና፡ ኩቡዲ ስለ ዝጠመየ መንኹት ከምዘይሕከኽን ህላወ ከምዘይዓርብን ሳላ ዝተኣማመንና፡ እንሆ ሎሚ ብድሙቓትና ሃሊና - ጽባሕ ከኣ ዝያዳ ደሚቕና ክንህሉ ኢና ድማ!

ቆፎና ዝገብሩ ጥርሑ፡ ጁባና ዝጉሕጉሑ'ኳ እንተርኣና፡ ማዕተብና ክበትኽ ዝኽኣለ ግን ሓደ'ኳ የለን - ኩቶ ከኣ ኣይክህሉ'ንዩ። ብኹብድና ኣይኮንናን እንሓስብ - ጽጋብ ኣይኮነን ህላወ። ብዓይንና ኣይኮንናን እንርኢ - ብዝብለጭልጭ ምእንቲ ከይንደናገርሲ ልብና'ዩ ኣዒንትና። ብእዝንና ኣይኮንናን እንሰምዕ። ብዝናፈሱ ወረታት ስለዘይንምእዘንሲ፡ ልብና'ዩ መስምዒና። ከምኡ ሳላ ዝኾንና ኢና ክሳብ ሎሚ ኣብ ናይ ብሓቂ ህላወ ጸኒሕና።

ሰነ ስለዝተረረ ተሰናቢዱ ጉስኑቱ፡ ጉዲፉ ዝኹብልል ጓሳ፡ ንእሊታ ዘድርር ክረክብ ይኽእል ይኸውን፡ ጽባሕ ግን ምሽተ-ምሸት ደንበ ልማኖ ምቕያር ምስ መረሮ ኑተን ጉዲፍወን ዝመጽአ ኩቡቱ'ዩ ዝዝክር። መሬት ቀጠልያ ምስኮነ ኩሉ ጓሳ ብብራሕ ክሕጽብ ከሎ ድማ፡ ኑተን ዓቕልን ምጽማምን ስኢኑ ራሕሪሕወን ዝኸደ ኩቡቱ ብጣዕሳ እንተተመለሰን'ውን ኣይክጸንሐኦን'የን። እቲ "ዝሓዝኩ ሒዘስ ክሓልፉ'የ ንሰሃ" ኢሉ፡ ዋላ ዕንጨይቲ ጎዲኡ ምስኣን ተተይ ዝብል ግን፡ ዋላ ሓንቲ ላም ሒዙ እንተሰገራ ንሰኑ፡ ክረምቲ ይድነብሶ'ዩ። ዓቕሊ! ዓቕሊ! ዓቕሊ! ጽባሕ እንታይ ሒዛትሎን ትመጽኣና ዘይኮነ፡ ንጽባሕ እንታይ ሒዝና ንኺዳ ንበል። ጥራይ ኢድካ እንተ'ኼድካያ ንሳ'ውን ጥራይ ኢዳ'ያ ትመጽኣካ። ጻዕሪ ሒዝካ እንተ'ኼድካያ ግን፡ ፍረ ሒዛ'ያ ትመጽኣካ።

ጽባሕ፡ ን'ኹልና ብማዕረ እትብጸሓና መዓልቲ ኣይኮነትን። ጽባሕ፡ ንዘደልደለን ንዘውደልደለን ሓደ ዓይነት ቅጫ ሒዛ ኣይኮነትን እትመጽኦም። ጽባሕ፡ ብሜትሮ ደዩ ብኪሎ፡ ብሊትሮ ደዩ ብጥምሮ ናይ ርሃጽና መስፈሪ'ለዋ። ጽባሕ ንጽንዓትና፡ ህርኩትኑትና፡ ሓይሊ ምጽማምና፡ ዓቕልና፡ ተስፋና ዝዕቅን ሚዛን ኣለዋ። ከከም ሚዛንና ድማ'ያ ካብ ሞሶባ እተቋድሰና።

ሎሚ'ያ ግን ድልድል ትማልን ጽባሕን። ዛንታ ትማሊና ኣብ ሎሚ ኬንና ንጽባሕ እምነት ከሐድር ይድርኸና። ትማሊ ፈርካሽ እንተኼርካ፡ ሎሚ እምበረ-መጠን ባህልኻን ጻዕርኻን እንተዘየማሓዪሽካ፡ ምስሊ ጽባሕካ ዘተኣማምን ኣይኮነን። ንሕና ግን ትማሊ ዓረታት፡ ሎሚ ጻዕራማት፡ ራእይና ኪኖ ደረት ትርኢት፡ ንጹር'ምበር ምስሊ ጽባሕና ደኣ። ብታሪኽ ትማሊ ክንጀሃር ሎሚ ጻዕርና እንተነቓርጽ፡ ምስሊ ጽባሕና ጽልግልግ ምበለና። ውዕሎ ትማሊናን ሎሚን ግን ብማዕረ ሓቂ እናመስከረ፡ ኣበይ ኣሎ ካብ ምስሊ ጽባሕና ንላዕሊ ዝነጸረ። ንጹር፡ ጉሉሕ፡ ርግጽ፡ ድሙቕ ስእሊ!

# ዋናኡ'ውን ዘይገልጾ ሓይሊ

ሕሩይ ተኸልኣብ (ቺና)

ገለ ጺጋ ወይ ጽባቐ ከምዘለካ ኣዳዕዲዕካ እናፈለጥካስ፣ ኣብ ምንታይ'ዩ እቲ ሓይሊ ግን ብርግጽ ምንጻር ይኣብየካ። ሓይሊ ከምዘለካ ውዕሎ'ኻ ወይ ፍረ ስራሕካ ባዕሉ እናመስከረልካስ፣ ካበይ'ዩ መጺኡ እቲ ዘለካ ሓይሊ ግን ንዓ'ኻ'ውን ይገርመካ። ንዘንቃዕርር እሞ ድማ ጋሻ ውሕጅ ሰጊርካ ምስ ሓለፍካስ፣ እቲ ውሕጅ ይመጽእ ምህላው መጺኡ ብናይ ምሞማት ሓይል'ኻ ዲ'ኻ ሰጊርካዮ ወይሲ ብጥቡብ ንባዕል'ኻ ሕቶ ይኸውን። ነቲ ዘንቃዕርር ጋሻ ውሕጅ ኣካላዊ ሓይሊ ስለዘለካ ዲ'ኻ ወይሲ ንፋዕ ሓንባሲ ስለዝኾንካ ኢ'ኻ ሰጊርካዮ ንምግላጹ ይኸብደካ። ሓደ ሓይሊ ከምዘለካ ግን ነቲ ውሕጅ ክትሰግሮ ምኽኣልካ ጥራይ ተጋጺሩልካ'ሎ። ሽዑ ንኡብስ'ኻ ትሓታ። ብጥቡብ እንተኾይኑ ሰጊረዮ፣ ንጋሻ ውሕጅ እንታይ እዋን'ዩ ጥቡብ ክፈጥረሉ ዕድል ረኺቡ? ብኣካላዊ ሓይሊ እንተኾይኑ ሰጊረዮ፣ እቲ ብጉልበት ካባይ ዝሕይል ደድሕረይ ከርክቢ ዝሓሰበ ጸላእየይ ደኣ እንታይ ኮይኑ ቡቲ ውሕጅ ተጉቲቱ ከይዱ? ብሚሴላ እንተኾይኑ ሰጊረዮ'ኹ፣ እቲ ሚሴላ መዓስ ዘጥረ'ኹዎ'ዩ? ሽዑስ፣ ኣየናይ ሓይሊ ክትጥቀም ከምዝበረካ ነብስ'ኻ ባዕላ ዝኣዘዙቶ ኮይኑ ይጸንሓካ።

ኣሎ'ኳ እዋን፣ ጽኑዕ ዕላማ ጥራይ ሒዝካ ምስተበገስካስ፣ እቶም ኣብ ውሽጥ'ኻ ዘለው ጺጋታት ከም ኩነታቱ ባዕሎም ዝምእዘዙሉ። "ክተብዕ ኣለኒ" ስለዝበልካ ጥራይ ኣይኮንካን ትተብዕ። እቲ ኩነታት ምስተቐልቀለ፣ ኣብ'ታ ግዜ'ቲኣ ትብዓት ምኳኑ እቲ ዘድሊ ረቛሒ፣ ነብስ'ኻ ባዕላ ካብ'ቶም ዘለዉ'ኻ ጺጋታት ንትብዓት ትመርጾ። ብዓቕሊ ምክትታል ከድልየካ ከሎ ድማ እታ ነብሲ ባዕላ ንዓቕሊ ልዕሊ ኩሎም ጺጋታትካ ከምዝኸልሕ ትጉብሮ። ነብስ'ኻ ባዕላ ማለት ግን ነብሲ እዛ ስጋ ኣይኮነትን። ኣእምሮ'ኻ፣ እቲ ዕላማኡ ጽቡቕ ጌሩ ዝፈልጥ ንቑሕ ኣእምሮ'ኻምበር። ነብሲ ባዕላ ትውሰን እንተትኸውን ደኣ፣ ነብሲ ጸላእትናስ ከም ናትና'ንደኣላ። ኣይጸንዐትን ግን፣ ኣይረግአትን፣ ኣይተብዐትን፣ ኣየድመዐትን ድማ።

እቲ ቃልሲ ባዕሉ ደኣ እንታይ ውሳኔ ክትወስድ ከምዘለካ ሕሹኽ ይብለካ ከይከውን። ምኽንያቱ፣ ብዙሓት ቅኑዓት ውሳኔታት ንእሉቱ ሀሩግ ይብሉ'ኻዮም። እቲ ቃልሲ'ወ ባዕሉ ይመኽረካ - ቃልሲ ማለት ተሞኩሮ'ኻ ማለት እንደኣሉ፣ ቃልሲ ማለት ንንቑሕ ኣእምሮ ኣብ ሓጺር ግዜ'ውን ናይ ዓመታት ምህሮ ከስንቐካ ዝኽእል ማለት እኳ'ዩ፣ ቃልሲ ብዓቢኡ ዕላማ'ንደዩ። እምበር ደቂ 20ታት ደኣ'ሞ ኩናት ክመርሑስ ይትረፍ፣ ኣብ ኩናት ኣትዮም ብትብዓት ኪታኾሱስ መዓስ ቀሊል ኮይኑ። ኮይኑ ግን፣ ኣብ ዕስራታት ኮይኖም ዝዓበዩ ውተሃደራዊ ስጉምቲ ዝወሰዱ ምዑታት መሊኦም ኣለዉና። "ካበይ ኣምጺኣካዮ እቲ ብልሒ?" እንተበልካዮምሲ ካበይ ኢሎም ይምልሱ ይኾኑ? ጽኑዕ ዕላማ ዘወለዶ ጽንዓት? ድልዊ ንመስዋእቲ ካብ ምኳን ዝተፈጥረ ትብዓት? ሓያል መሪሕነት ዝፈጠሮ ንቕሓት?

ናይ ክልቲኡ ወገን ቁጽሪ ብረት ኣወዳዲርካ፣ ቁጽሪ ሰብ'ውን ሓደን ክልተን ኢልካ ፈቒድካ፣ ብዝሒ ስንቂ ጸባጺብካ ዝወሰድ ትንታኔታትን ትንቢታትን ክፈሽሉ ርኢናዮም። ነፋሪት'ዛ እሳት እትኸዑ ነፋሪት'ኳ ብምምስሳል ጥራይ ተመኪታ። እዚ ከመይ ኣቢሉ ኮይኑ? ንዝብል ሕቶ ብድኽቢደኒ መልሲ ይወሃቦ ይኸውን። ጸላኢ ማዕሬና ስለዘይተብዐ፣ ስለዘይጸንዐ፣ ስለዘይተጸመመ፣ ሞራል ስለዘይነበሮ፣ ወዘተ። እንታይ ኮይኑ ኢዩ'ሞ ጸላኢ ማዕሬና ዘይጸንዐ፣ ዘይተብዐ፣ ሞራል ዘይገበረ፣ ዘይተጸመመ? ጸላኢ'ኻ'ንደዩ፣ ክቐትለካ እናመጽአ ከመይ ኣቢልካ ንስ'ኻ ብሞራል ትሓልፎ? እቶ ተባሂሉ ስለዝኣተወ? ንምንታይ'ሞ ከማ'ኻ ባዕሉ ዘይኣተወ? "ዘይመሬቱ'ንደዩ ዝዘምት ዘሎ" ዝብል ኣዘራርባ እኹል መልሲ ይመስል ይኸውን። ክትዝምቶ ኩን ክዝምተካ ግን ክቐትለካ ተበጊሱ'ንደዩ እንታይ ፍልልይ ኣለዎ? ካልእ፣ ካልእ፣ ካልእ ሰብ ዘይፈለጦ መልሲ'ሎ። ከምዘለካ ከተለልዮ'ምበር፣ ስለምንታይ ንበይንኻ ተዓዲልካዮ'ምን ብርግጽ ክንደይ'ዮም እቶም ጺጋታትካን ንዓ'ኻውን ምንጻር ዝኣብየካ ግዜ'ሎ።

ብርግጽ ግን ንኤርትራዊት ነፍሲ ጥራይ ዝተዓደሉ ጺጋታት ኣለዉ።

ብልሙድ ኣዘራርባ "ምስ ግዜ እቀዳደም ኣለኹ" ይብሃል'ዩ። ግዜ ጉዲፍካ ከይከይድሲ፣ ክትጥቀመሉ ትጽዕር ምህላውካ ንምግላጽ ደኣ'ምበር ንግዜ ከምዘይትቕድሞ ፍሉጥ'ዩ። ቅድሚ ግዜ ግን ናበይ ኢ'ኻ ክትከይድ? ምስ ጸሓይ ክትቀዳደም ምሉእ ለይቲ ክትሰርሕ እንተሓዲርካ፣ ምስ ክረምቲ ክትቀዳደም ንመዓልቲ ሰለስተ ርብዒ ካብ ሰዓታታ ኣብ ስራሕ ተውዕሎ እንተ'ኸንካ፣ ብጉብር መንፈስ ክዕየ ዓመታት ዝወጠንካሉ ኣብ ኣዋርሕ ክዕመም ከሎ ግን ንግዜ ኣይቀደምካዮ'ንዶ? እወ እንተኾይኑ እቲ መልሲ ንግዜ ወትሩ ምስቀደምናዮ ኢና ማለት'ዩ። ንጋላቢ ግዜ ኣብ ጋላቢ ፈረስና ተወጢሕና ንቀዳደሞ። ማዕረ ከኣ ሕንጻጽ ንረግጽ'ምበር ምቕዳም'ኳ ክንደየናይ ከይቅድመና!

ንገያጽ ኅቡታት ኣብ ለይቲ ዘለምልም፣ ኣብ ሓደ ረፋድ ሂኪታራት ዝዓምም፣ ከውሒ ገደል ናብ ሜዳ ዝቕይር፣ ካብ ብቓል ብተግባር ዝምስክር፣ ንኣምሮኣውን ብረታውን ተጻብኦታት ብማዕረ ዝስዕር ሓይሊ'ሎና። ጽንዓት በልዎ ትብዓት፣ ሞራል በልዎ ተወፋይነት፣ ጥቡብን ንቕሓትን በልዎ ተወፋይነት፣ ምጽማም በልዎ ንቕሓት. . . እቲ ጺጋን ጽባቐን ዘይነገራዊ ሓይልን ብርግጽ ተውህቦና'ዩ። ከምዘሎና ፍረ ጻዕርና ባዕሉ እናመስከረ ከኣ ምህላዉ'ምበር ብቓል ምግላጹ ኣይከኣን ወሳኒ።

ኣካላትካ ጽዖት ክሳብ ዘውጽእ እናተቐጥቀጥካስ ትጸንዕ። ጸላኢ ዓንጸ ዓንጸ ንማዕጾ ሻምብቆ ብረቱ ናባ'ኻ ኣቕኒዑዎ እናርኣ'ኻስ ሰቕ ኢልካ ትጸንዕ። ዓሌትካ ብዓረር ጸላኢ እናጸነቱስ መሊስካ ትጸንዕ። እቲ ምረትን መከራን መመሊሱ እናመረረስ መመሊስካ ትጸንዕ። መቓብርካ ብኣስጉዳድ ባዕል'ኻ እናፈሓርካዮስ ዋላ ሽዑ'ውን ትጸንዕ። በትሪ ጥራይ ሒዝካ ከለ'ኻ ታንክታት ሒዞም እናመጽኡ'ኻስ ገና ሕጂ ድማ ትጸንዕ። እዋ. . .! ዘይጽንቀቕ ጽንዓትዶ ኣሎ'ዩ ደቀይ።

በዓል እንዳኣን ኣብ ቅድሚኣን ብሳንጃ እናተዘልዘለ እግዚኦ'ምበር ኣላሽ ዘይብላ ኣዴታት፡ ሞሮር ውዒሎም ምስ መጽኡ ስድራ ምልእቲ ጸኒታ ዝጸንሓቶም ኣቦታት፡ ኣብ ጎሮሮኦም ሳንጃ ዝተተኸሎም መንእሰያት፡ እንታይ ኣሚኖምዮም ክይተዳህሉ ኣብ ጽንዓቶም ዝጸንዑ ኔሮም። ዓዲ ምልእቲ ኣብ ሓደ ረፍዲ ክትባድም ዝርኣይዋ ጎደቡ፡ እንታይ ኮይኖምዮም እቲ ዘሰካሕክሕ ትርኢት ናብኣቶም'ውን ከይልሕም "እሺ" ኢሎም ምስጸላኢ ዘይተደናገጹ? ከመይ ኣቢሉ'ዩ ኩቡዙን በትሩን ጥራይ ሒዙ ሞሮር ዝወፈረ ጓሳ፡ "ወንበዴዎችዶ በዚ ሓሊፎም?" ተባሂሉ ክሕተት ከሎ፡ ርእየሞም ክይኮኑ'ውን ክይተጠራጠረ፡ ወትሩ "ኣይርኣኹን" ጥራይ ኔራ እታ መልሱ? እቲ ኣብ ባርካ ዘሎ ጓሳን እቲ ኣብ ደንከል ዘሎ ጓሳንከ ኣየኒይቲ ፈትሊ ተጣምሮም ስለዝነበረትዮም ናይ ክልቲኦም መልሲ ሓንትን ሓንትን ጥራይ ትኸውን ኔራ? እንታይ ዓይነት ጽንዓትዩ ጥራይ ኢደካ ኬንካ ምስ ሓዊ ዝሓዙ ጸላእቲ ክትገጥም ዝደርኸ ኔሩ?

ሬሳ ሓውኻ፡ ሓብትኻ፡ በዓልቲ ቤትካ/በዓል እንዳኻ ብዘሰካሕክሕ ህልቂት ኣብ ቅድሚኻ ተዛሕዚሖ እናርኣኻ፡ ኣእምሮኻ ከኣ ትስሕትምበር ከመይ ኣቢልካ ኢኻ ኒሕካ መመሊሱ ዝተርር? "ድሕሪዚኦም ደኣ እንታይ ኣለኒ" ኢሉ ተሰፋ ቈሪጹ ንምንባር ክምንና እትጸበዮ ሰብ፡ እንታይ ዓይነት ጽንዓትዩ መመሊሱ ከምዝሕርን ዝገብሮ ኔሩ? እቲ ኣብ ጽባሕ ዘለዎ ተስፋዶ ይኸውን? ክንድ'ዚ ዝኣኽሉ ኣባላት ስድራቤትካ እናሃለቑ'ሞ "ተስፋ" ትብል ቃል ከመይ ኣቢላ ብልጭ ክትብለካ ትኽእል? እቲ ምስጢር ኪኖ ስድራቤታዊ ኣተሓሳስባ ዝሰገመ፡ "ዓወት ንሓፋሽ!" ዝብል መሪሕ ሓሳብዶ ይኸውን። ዝሃለቓ ሃሊቑ ጸላኢ ክጠፍእን ሓርነት ክመጽእን ምኳኑ ካብ ዝነበረ ጽኑዕ እምነትዶ ይኸውን? እምበር ብሞት ሓደ ውዳ'ኳ ሕልናኣ ዓሪብዋ ንእዲ ትሕዝ ወላዲትሲ፡ ከመይ ኣቢላ ደኣ'ሞ ስድራ ምልእቲ ኣብ ቅድሚ ዓይና ሬሳታቶም ተዛሕዚሖ ርእያ ክንሳ ክምህ ክይበለት ክትቅጽል? እዝስ "ሓይሊ ረቢ'ዩ" ኢልካ ጥራይ ዝሕለፍ ጽንዓት'ምበር ካልእ ትንተና ክንደየናይ ከይርከቦ።

እቲ ጽንዓት ካብይ ከምዝምንጨ ኣፋፍኖት እንተሃበናስከ ዝገን ዝስዕባ ክልተ ኣዴታት ንርአ። ንሓንቲ ኣርባዕተ ዝወለደት ኤርትራዊት ኣደ'ኳ ክንዲ ዝጸንዐት ትጽናዕ፡ ኣይግዘበሮ ደኣ'ምበር "ክልተ ደቅ'ኺ ብሓደጋ መኪና ሞይቶም" እሞ በልዋ፡ ሰብ እኳ ብኣርኣያ ስላሰ ዝተፈጥረት፡ ወሊድ ዘዕበየት፡ ናይ ግድን'ምበር ኣውያት ክትድርጉሖ'ያ፡ ዝተረፉ ክልተ ደቂ'ኳ እንተለውዋ፡ በቶም ብሓደጋ ዝሞቱ ክልተ ደቃ መዓንጣ ከብዳ ከምትቐረጽ'ውን ፍሉጥ'ዩ። ሓንቲ ሓሙሽተ ዝወለደት'ሞ ኣርባዕተ ደቃ ዝተሰውእዋ ኣደ ግን፡ "እንቋዕ ደኣ ምቐሊ ኣይከልእኒ'ምበር ደሓን. . ." ኢያ ትብል። ሓደ ምስ ኣርባዕተ ኣውዳዲራ'ውን "ምቕሊ"ኢያ ትብሎ። ከምሰብ ጓሂ ስምዕ እንተኢልዋ'ውን፡ "ሓድጊ ደኣ ዘይገደፉ'ምበር ንዛ ንርእያ ዘላና ብርሃን'ንደኣሎም ሓሊፎም" ኢላ'ያ መዓንጣኣ ሸጥ እተብል። እሞ ጽንዓት ዝብል ቃልሲ ካልኣይ መጸውዒ ናይ ሃገራውነት ደኣ ከይከውን። ርህርህቲ ከላ እትጸንዕ፡ ፈቃር እንከላ ብመስዋእቲ ደቃ ዘይትኽማህ ኣደ ደኣ'ሞ፡ ኣብ ክውንነት ክትረኽባስ ይትረፍ ኣብ ልቢ ወሊድ ክትሃንጻ'ኳ ዝኸብድ። ኤርትራዊት ኣደ ደኣ ካበይ ኣምጺኣቶ እዚ ኩሉ ጽንዓት? ምናልባት ደኣ እዛ ሪም ባዕላ ጸበል ጽንዓት ትኣጽግላ ከይትኸውን። "ናዓይ'ውን ደቂ ከርሰይዮም" ኢላ ሕሹኽ ትብላ ድማ ከይትኸውን። እዛ መሬት ባዕላ ትንፋስ ትሓትትሞ፡ "ዝበልክዎ ይኹን" ምስተባህለት ድማ ባዕላ ናይ ምጽንናዕ ሓይሊ'ለዋ መስለኒ። ሰብ ወዲ ሰብዶ ደኣ ንጽንዓት ከም ስልማት ይዕደሎዩ - እዝጊ ሂብዋ'ዛ ዓድና። ግን ጸኒዓ ድያ ኣጸኒዓትና ወይሲ ሳላ ዝጸናዕና'ያ ጸኒዓ? እንታይ ዓይነት መውዳእታ ዘይብሎም ሕቶታት ዘለዓዕል በሪኽ ፍቕሪ ሃገርዩ እዚ? ምኳን እቲ ሓመዳ'ዩ ዝኸውን ባዕሉ ሓመድ ጽንዓት!

ንጽንዓ'ዚ ሓፋሽ'ሞ ብጽንዓት ኣደ ንወክሎ። ኤርትራዊት ኣደ'ኳ ባዕላ ሎጆስቲክ፡ ባዕላ መጓዓዝያ፡ ባዕላ ስሊያ ኮይና'ያ ስንቂ ደቃ ተሰኪማ ብመእከል ጸላኢ ሰሊኻ ኣብ ምዑታት ደቃ በጺሓ ትምለስ ኔራ። ስንቂ ደቃ ግን ስንቂ ማይ እንጌራ ጥራይ ኣይነበረን። ስድራኣ ምሉእ ኣብ ቅድሚ ዓይና ክዝሕዝሑ ከለው፡ ንሳ ድማ ኑቲ ዝቐተሎም ጸላኢ ኣሃድኡ ምሉእ ምስ ኣጸዋርኡ ንኽደምስሱ ዘኽእል ስንቂ ሓበሬታ ሒዛ ደኣ ናብ ደቃ ትልእኽን ተብጽሕን'ምበር፡ ተስፋ ቖሪጻ ኣብ ማእሳ ተኾርምያ ትውዕል ኣይነበረትን። ኣሰናቢዱ ተጨቢጣ ከምትውዕል ክገብራ ዝሓሰበ ጸላኢ፡ ንሳ ግን ብኣንጻሩ ሕነ ክትፈዲ መመሊሳ ትጸንዕ ኔራ። ጸላኢ፡ "ጽባሕ'ውን ናባይ'ያ እዛ ተካሊት ዓረር" ኢሉ ኣላሽ ክትብል እናተጸበያ፡ ንሳ ግን "ጽባሕ'ውን ናባኺ'ምውን ኢያ" ኢላ'ያ ትሕንሕን - ተተግቢሮ ድማ!

ግዜ ምስኸውሓ ጉዕዞ ከቋርጽ ዘይደናደን፡ ኩነታት መመሊሱ ምስከረረ ተስፋኡ ዘይጎድል፡ መሬት ሓዊ እናተፍኣት ደመና ዝናብ ዘማዕዱ፡ ሞት ብዙርያ ከቢቡቶ ከሎ ፈንጺጉ ክወጽእ ምኳኑ ዝተኣማመን ሓፋሽ ኣበይ ክርከብ ይከኣል? ጸላኢ፡ ሎሚ ሕነ ቀራናት ንኽዕማማት ናብርኡ ንዘከናውን ዘሎ ሓፋሽ ብኣልማማ ኣህሊ'ቅዎ ይኸይድ'ሞ፡ ንጽባሒቱ ተመሊሱ'ውን ከምኡ ይደግም። እቶም ዝተረፉ ግን ንጽባሒቱ ተመሊሱ ናብኦም ከይመጽእ ከይሰግኡ ኣብ ጽኑዕ መስመሮም ይቕጽሉ። ህይወት ሰብ ደኣ ይጎድል'ምበር ዝጎድል ጽንዓትሲ ኣይነበረን - እኳ ደኣ መሊሱ ይድረዕ።

ድሕሪ ህልቂት ይጸንዕ፡ ድሕሪ ዓወት ይጸንዕ፡ ድሕሪ መላእ ናጽነት ይጸንዕ፡ ኣብ ሮጉእ ናይ ልምዓት ዕማም ይጸንዕ - ኩሉ ግዜ ጽኑዕ ሓፋሽ!



# ደሃይ ማሕበር

## ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ መበል 14 ስሩዕ ኣኼብኡ ኣቃኒዑ

ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ መበል 14 ስሩዕ ኣኼብኡ ካብ 19-20 ሚያዝያ 2013 ኣብ ኣስመራ ቀጽሪ ሃማመተኤ ዞባ ማእከል ኣካይዱ።

ኣቦ'ቲ ናይ መኽፈቲ ስነስርዓት ናይ ክብሪ ዕዱም ኣማሓዳሪ ዞባ ማእከል ኣቶ ካሕሳይ ገብረሂወት ኣብ ዝሰመዖ ቃል፡ ኣገዳስነት ስራሕን ልክዕነት ዝሓዘ ገምጋም ምቕራብ ኣብ ትካላት ተራኡ ዕዙዝ ምዃኑ ገሊጹ።

ቀጺሉ ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሱልጣን ስዒድ፡ ኣተኩሮ ገምጋም ብመንጽር ውጥን ስራሕ እናተነጻጸረ ዝተዓመሙ ስራሓትን ዝተረፉ ዕማማትን ንምግምጋም ዘተኩር ምዃኑ ብምሕባር ብኡ መንጽር ዝቐረብ ሃናጺ ሓሳብን ርእይቶታትን ክቐርብ ኣዘኻኺሩ።

ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ: ማሕበር ምስ ምጅማር ዓመተ-ትምህርቲ፡ ኣብ ዝሓለፈ ሽዱሽተ ወርሒ ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ናይ ዘሰላሰሎም ንጥፈታት ጸብጻብ ስራሕ ዞባታትን ክፍልታትን ሰሚዑ።

ድሕሪ'ዚ ኣብ ዝሓለፈ ሽዱሽተ ወርሒ ኣብ ክፍልታትን ዞባታትን ክካየዱ ኣብ ዝጸንሑ ንጥፈታት ብዕምቈት ዝግምግም ጸብጻብ፡ ብቤት ጽሕፈት ኣቦ-መንበር ምክትታል ክፍልታትን ዞባታትን ብቐደም ተኸተል ተኸታቲሉ ቀሪቡ።

ኣቦ'ቲ ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ ክፍልታት፡ ኣብ ዝሓለፈ መንፈቕ ዝነበሩ ጉሉሓት ስርሓት ክፍልታት ከምኡ'ውን ኣብ ስራሕ ዝተራእዩ ድኻማትን ብዝርዝር ቀሪቡ። ኣብ ነፍሲወከፍ ክፍሊ ንዝነበሩ ሓባራዊ መረዳእታ ክበጽሓሎም ዝኸበሮም ዛዕባታት ብምልዓል እናተዘተየሎም፡ መደምደምታ ተጌሩሎም።

ብወገን ምክታትል ዞባታት'ውን ኣብ ኩሎም ዞባታት ዝነበሩ ብልጫታትን ድኻማትን ብምዝርዛር ብሰፊሑ ኣብ ኩሎም ቅርጽታት ውዳበን ዝርጋሐን ማሕበር ዘሎ ገምጋማዊ ጸብጻብ ቀሪቡ። ኣቦ'ቲ ብቤት ጽሕፈት ኣቦ-መንበር ዝቐረበ ጸብጻብት ዘሎ ርእይቶታትን ሕቶታትን ድማ ተኣንጊዱ። ተሳተፍቲ ኣኼብ ኣቦ'ቲ ብቤት ጽሕፈት ኣቦ-መንበር ዝቐረበ ክፉትን ግሉጽን ገምጋም ስራሕ ንልክዕነት ናይ'ቲ ኣብ ባይታ ዘሎ ዘንጸባርቕ ብምንባሩ ዕግበቶም ገሊጾም።

ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ ኣቦ'ቲ ኣቕዲሙ ዝቐረበ ጸብጻባትን ገምጋም ስራሕን ዘለዎ ኣድናቖት ድሕሪ ምግላጽ፡ ኣብ ውጥንን ትግባረን ስራሕ ማሕበር ብዕምቈት ዘትዩ።

ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ፡ ኣብ ዝሓለፈ መንፈቕ ካብ ዝነበረ ብልጫታት ብቤ/ጽ ኣቦ መንበር ዝቐረበ ጸብጻብ፡ ንዕማማት ስራሕ ማሕበር ንምርኣይ ብኡ መንጽር ድማ ዝተኻየዱ ስራሓትን ዝተረፉን ንምግምጋም ዝዓለመ ምንባሩ ብምስትብሃል፡ ከምዚ ዝኣመሰለ ገምጋማት ቀጻሊ እናተኻየደ ልክዕነቱ ዝሓለወ ገምጋማት ንምክያድ ክስረሓሉን እቲ ዝቐረበ ገምጋም ከም ብልጫ ዝግለጽ ብምዃኑ፡ ኣብ ቀጻሊ እናዓመቐን እናሓየለን ከም ዝኸይድ ብምግባር ክስራሓሉ ድማ ኣዘኻኺሩ።

ኣብ ማሕበር ብቐጻሊ ክሰርሓሉ ካብ ዝጸንሐ ዕማማት ሓደ ኣበርክቶ ደቂ - ኣንስትዮ ከም ዝዐበርኸ ብምግባር፣ ጽልዋ ብምዕባይ ኣብ ኩሉ መደባት ምሉእን ተወዳዳሪ ሱታፌ ከም ዝህሉ ምግባሮ'ዩ። ነዚ ኣበርክቶ ዕዉትን ቀጻልን ንምግባሩ፡ ኣብ ምርግጋጽ ኣበርክቶ ደቂ-ኣንስትዮ ንምሕያልን ዝተኻየደ መጽናዕቲ ንትግባረ ጸዲቑ ምህላዉ ኣገዳሲ ብምዃኑ፡ ኣብ'ዚ መንፈቕ ካብ ዝተሰላሰሉ ብልጫታት ምንባሩ ተገንዚቡ።

ማእከላይ ባይቶ፡ ኣብ ኩለኳት ዝተኻየደ፡ ሳልሳይ ሃገራዊ ፈስቲቫል ሳዕለዎት ትካላት ትምህርቲ፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናበረኸ ይመጽእ ምህላዉን፡ ኣብ ተመሃሮ ሳዕለዎት ትካላት ትምህርቲ ዘለዎ ዕዙዝ ተራ ብምርዳእ፣ እቲ ዝተኻየደ ፈስቲቫል ዕዉት ምንባሩን ብመንጸሩ ኸኣ ኣብ ውዳብኣዊ ስራሕ ዓቢ ሓለፍነት ዘሰክምን ከም ዝኾነ ገሊጹ።

ኣፍልጠን ንቕሓትን መንእሰያት ንምዕባይ፡ ኣብ ዜናዊ ስርሓት ዝተኻየዱ ዕማማት፡ ዝምስገኑ ምዃኖም ብምሕባር፡ ዝያዳ ንምሕያሉን ንምዕባዩን ሞያውያንን መንእሰያትን ዝሳተፍዎ ዋዕላ ክካየድ ተመዲቡ ዝነበረ ዋዕላን ብተወሳኺ ምስ'ዚ ኣብ ዝዛመድ፡ ነቲ ካብ 2005 ዓ.ም. ጀሚሩ፡ ኣብ ዓመት ንኽልተ እብረ ብሱታፌ ናይ ኩለን ዞባታት እናተኻየደ ክስርሓሉ ዝጸንሐ ስልጠና ካድር፡ ከም መቐጸልታ ናይ'ቲ ካድራት ማሕበር ብዓይነትን ብዝሕን ንምብራኽ ክካየድ ዝጸንሐ መደባት፡ ኣብ 2ይ ርብዒ ዓመት ካብ 1ይ-13 ዙርያ ካድር ዝሳተፍዎ ርክባትን ገምጋምን ካድራት ብደረጃ ሃገር ክካይድ ተወጢኑ ዝነበረ ዋዕላ ምስጉጋሩ ተገንዚቡ።

ኣብ ወጻኢ ዝምድናታትን ኣህጉራውያን ዋዕላታትን ብምስታፍ ዝተሳለጡ ዕማማት ካብ ጉሉሓት ብልጫታት ምንባሮም ብምሕባር፡ ምስ መሻርኽቲ ብምትሕብባር ኣብ ባህላዊ ምልውዋጥን ምልላይን ዝተኻየዱ መደባት ባህላዊ ምርኢታት ኣገደስቲ ምንባሮም ኣረዲኡ።

ማእከላይ ባይቶ ሃማመተኤ፡ ኣብ ምውህሃድ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ዝካየድ ዘሎ ስራሓት ብዝሓየለ መልክዑ ክቕጽል ከም ዘለዎ፡ ሓደ ካብ'ቶም ናይ ሎሚ ዓመት ኣተኩሮ ስራሕ ካብ ዝነበሩ ኩይኑ፡ ብምውህሃድ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ኣብ ሕቶ መንእሰያት ተኻይዱ ዘሎ ስጉምን ዝተረኸበ ውጽኢትን ምስ'ቶም ነዚ መደብ ንምድራኽ ዝተኻየዱ ዋዕላታት ዝተቀበዕ ምዃኑ ብምሕባር ዝያዳ ብዝሓየለ ክድፈኣሉ ከም ዘለዎ ኣዘኻኺሩ።

ኣብ መዳያት ውዳብ ሕመረታትን ክለባትን ከምኡ'ውን ኣብ ኣኪያዲት ኣካልን ካድራትን፡ ቀንዲ ኣተኩሮ ስራሕ ከም ዝኾኑን ኣብ'ዚ መዳይ ዘሎ ገስጋስ ብዓይነትን ዓቕምን ክብ ክብል ዘለዎን ቀጻሊ ክሰርሓሎም ከም ዘለዎን ብምዝኽኻር፡ ኣብ'ዚ ዕማማት ዝተርፍ ብዙሕ ምዃኑ ኣስሚሩሉ። በዚ ድማ እቲ ናይ ክልተ መዓልታት ዕዉት ሽድሽተ ወርሓዊ ገምጋም ተዛዚሙ።

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# መንእሰይ ንምዕዶን መአረምታን ከመይ ይምልከቶ?

ኣሴር ሰለሙን

“ቆልዓ ከለኺ፡ ኣቦኺ ኩሉ ዝፈልጥ ይመስለኪ፡ እናጎበዝኪ ብዝኸድኪ ኣቦኺ ብዙሕ ከምዘይፈልጥ ትርዳኢ፡ ዕድመ ምስ ጸገብኪ ድማ፡ ኣቦኺ ክሳብ ክንደይ ፈላጥ ምንባሩ ይስወጠኪ” ዝብል ብሂል ኣሎ።

እዚ ብሂልዚ፡ ኣብ ግዜ ቁልዕነት፡ ብዙሓት ዓበይቲ ሰባት ዘለካ ስእሊ እምብዛ ዝተጋነነ ምዃኑ፡ ኣብ ግዜ ንእሰነት ከኣ ብተመሳሳሊ ብዙሓት ነብስኻ ዘለካ መረዳእታ ግጉይ ምዃኑ እዩ ዘመልክት። ብዙሓት ነብስኻ ይኸውን ብዙሓት ኣብ ከባቢኻ ዝነበሩ ሰባት ልክዕ ገምጋም ዝህልወካ፡ ዕድመ ምስ ጸገብካ ጥራይ ምዃኑ ድማ የረድኣካ። እዚ ብሂልዚ፡ ምስቲ ቀንዲ መዛረቢ ዛዕባና ኮይኑ ዘሎ “መንእሰይ፡ ንምዕዶን መአረምታን ከመይ’ዩ ይምልከቶ?” ዝብል ሕቶ ቀጥታዊ ዝምድና ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ መጽናዕቲታት ከምዘመልክትዎ፡ መብዛሕትኦም መንእሰያት፡ ወለዶም ኮነ ካልኦት መቕርቦም፡ መማህራኖም ኮነ ናይ ስራሕ ሓለፍቶም ዝህብዎም ምኽሪ ወይ ምዕዶ ክሰምዑ ቅሩባት ኣይኮኑን። ብሓሳቦም ክምርሑ፡ እቲ ንሶም ዝደልይዎ ጥራይ ክፍጽሙ እዮም ዝደልዩ። “ዓገብ” ክበሃሉ ኣይደልዩን። ምኽርን ምዕዶን ምስማዕ እምብዛ የሰልችዎም። ስነምግባርን ዲሲፕሊንን መቕጹዕ ኮይኑ ይስምዖም። ንዓበይቲ ሰባት ከኣ ምኒን በሃልቲን ጨቆንትን ብዙሓት መንእሰያት ምንም ዘይርድኡ በሃማት ገይሮም ይወስድዎም። በዚ ምኽንያትዚ ተግሳጽ ናይ ዓበይቲ ቀልጢፉ የቖጥዖም። ኣብ ግዜ ንእስነት ብሓፈሻ፡ ኣብቲ ፈለማ ናይ ብጽሕና ግዜ ድማ ብፍላይ፡ ወለደይ ገሲጾሙኒ ኢልካ ምኹራይ፡ ምሕካል፡ ሕሉፍ ሓሊፍካ ካብ ገዛኻ ወጺእካ ምኹብላል፡ ኣርሒቕካ ምጥፋእን ካልእ ዘየድሊ ሓጺር ስጉምቲ ምውሳድን ዝኣመሰለ ተርእዮታት የጋጥም እዩ።

መንእሰይ ምዕዶን ተግሳጽን ምቕባል ዘጸግሞ ወይ ዘቔጥዖ፡ ንኦብሱ እኹልን ኩሉ ዝርድእ ብሱልን ሰብ ገይሩ ስለዝወስዶ



ስኣሊ፣ የማነ ዓንደብርሃን

እዩ። ብፍላይ ቀለም ምስ ቀመሰ ወይ ገለ መጻሕፍቲ ምስ ኣንበበ ይኹን ፊልምታት ምስ ተዓዘበ፡ ወይ ድማ ሕኪያታት መዛንኡ ምስ ሰምዐ፡ ቡተን ቁንጣሮ ዝተረድኦን ሓሳባት፡ ከሉ ናይ ዓለም ፍልጡት ዝጨበጦ ስለዝመስሎ፡ ዘእትምን ዘውጽኦን ከሉ ባዕሉ ዝፈልጥ ኮይኑ ይስምዖ። በዚ ድማ፡ ርእይቶን ሓሳባትን ካልኦት ዘድልዮ ኣይመስሎን። ምዕዶን ምኽሪን ክሰምዕ ከኣ ቅሩብነት ይጎድሎ።

ሓቂዩ፡ ንዘኾነ መንእሰይ፡ ርእይቶ ይኹን ዝተፈልየ ሓሳብ ብኽፉት ኣእምሮ ምእንጋድ፡ ጌጋኻ ኣሚንካ መአረምታ ምቕባል ልቦና ደዩ ዕሽነት? መርኣያ ትብዓት ደዩ ፍርሒ? መግለጺ ብስለት ደዩ ዘይብስለት? መኽሰብ ደዩ ክሳራ? ኢልና ምስ እንሓቶ ዝህበና መልሲ ፍሉጥ እዩ። ምኽንያቱ ርእይቶን መአረምታን ምቕባል ልቦና፡ ትብዓት፡ ብስለትን መኽሰብን ምዃኑ ብደረጃ ሓሳብ ኩሉ ዝሰማማዓሉ እዩ። ኩሎም መዓድኑ እውን ነዚ ምኽሪዚ እዮም ዝልግሱ። የግዳስ ኣብ ግብሪ ክንመጽእ እንከለና ባህርያትና ከም ቃላትና ኣይኮነን።

ኣብ ዕለታዊ ርክባትና፡ "ተጋግዮ" ምባል ኮነ ተግሳጽ ምቕባል እምብዛ ዘሕንኾም፣ መአረምታ ዘይውሓጠሎም፡ ምዕዶን ምኽሪን ዘይፈትውዎ፡ ካብ ናቶም ፍልይ ዝበለ ርእይቶ ወይ ሓሳባት ምስማዕ ባህ ዘይብሎም፡ ብናቶም ኣተሓሳስባ ጥራይ ክኸዱ ዝደልዩ መንእሰያት የጋጥሙና እዮም። እዚ ባህርይዚ ኣብ መንእሰያት ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ዓበይቲ እውን ዘሎ እዩ። ነፍሲ ወከፍና፡ ካብ መተዓብይትና፡ ኀረባብትና፡ መማህርትና፡ መማህራንና፡ መሳርሕትናን ናይ ስራሕ ሓለፍትናን ከምዚ ዝኣመሰለ ጠባይ ዘለዎም ንፈልጥ ንኸውን።

ስለምንታይ ኢና ግን ሰባት ተግሳጽ ወይ መአረምታ ከምኡ'ውን ፍልይ ዝበለ ርእይቶ ምቕባል ዝኸብደና? ሓሲብናሉ ንፈልጥዶ? መአረምታ ምቕባል ዝኸብደና፡ ሰብኣዊ ክብረትና ዝቕንጠጥ ዘሎ እናመሰለና ዝተደፈርና ኮይኑ ስለዝስምዓና እዩ። ካብቲ ርእይቶ ወይ መአረምታ ዝህበና ዘሎ ሰብ፡ ብብቕዓት ወይ ብልቦናን ፍልጠትን ለጠቕ ዝበልና ኴንና ከይንርኣ ፍርሒ ስለዝሓድረና እዩ። በዚ ድማ "ተጋግዮ" ወይ "ሓቅኻ" ምባል ዜሕፍር ወይ ውርደት ጌርና ንቖጽሮ። እቲ ዘገርም ግዳ፡ እቲ ሓቂ ብኣንጻሩ ምዃኑ እዩ። ብግብሪ እንተድኣ ርኢናዮ፡ እቲ ካብ መንጎና ክቡርን ወረጃን ተባዕን ሰብ እንብሎ፡ እቲ ተምሳጥ ዝፈጥረልና ቅቡል ሰብ፡ እቲ ርእይቶን መአረምታን ብኽፉት ዝቕበል ሰብ እዩ። ርእይቶ ዘይቕበል፡ ዘረባ ሰብ ዘይሰምዕ፡ መጭበርበሪ፡ ደረቕን ተሃላላኽን ሰብ፡ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት ዘይቅቡልን ክብረት ዘይወሃቦን እዩ። ከምዚ ዝዓይነቱ ሰብ ርዝነትን ተቐባልነትን ከምዝይረክብ ኣረጋጊጽና እናፈለጥና ግን፡ ጌጋና ምቕባል ባህሪትና ኣየፍቅድን።

ጌጋ መናብርቲ ወዲ ሰብ እዩ። ጌጋ ዘይረኽቦ ፍጹም ሰብ ኣብዚ ዓለም የለን። ቆልዓ ይኹን በጽሒ፡ መንእሰይ ይኹን ሽማግለ፡ ፈላጥ ይኹን ዘይፈላጥ፡ ለባም ይኹን ዘይለባም ከይተጋገየ ዝኾበር የለን። ህጻን ኣብ ፊልማ ዝተሓዝን ዘይተሓዝን ዝበላዕን ዘይበላዕን ክፈሊ ኣይክእልን እዩ። ካብ ጌጋታቱ እናተማህረን ተሞኩሮ እናቐሰመን ግን በብቕሩብ ከባቢኡ እናዳህሰሰ ፍልጠት ይድልብ። ዓቢይ ሰብ እውን ከምኡ እዩ። ስለዝዓበየ ኩሉ ነገር ይፈልጥ፡ ወይ እኹል ዘይገዱል ተሞኩሮ ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። ሰብ፡ ይዕበ ይንኣስ፡ ይመሃር ኣይመሃር፡ ኩሉ ሳዕ ካብቲ ዝፈልጦ ዘይፈልጦ ይበዝሕ። እቲ ነዚ ሓቂዚ ዝገንዘበ ድማ እዩ ፍልጠትን ጥበብን ዝበሆገ። ወዲሰብ ኣብዚ ዘለናዮ ደረጃ ምዕባለ ክበጽሕ ዝኸኣለ፡ ብቐንዱ ጌጋታት እናፈጸመን ካብ ጌጋታቱ እናተማህረን እዩ። ጌጋታት ወዲ ሰብ እምበኣር፡ ማዕረ'ቶም ዓወታቱ ኣገዳስቲ ምዃኖም ክንርዳእ የድሊ። ሰባት ጌጋ ዘይፍጽሙ ነይሮም እንተዝኾኑ ፍጹም ክምዕበሉ ኣይምኸኣሉን።

ጌጋታት መናብርቲ ወዲሰብ ካብ ኮነ እምበኣር፡ መአረምታን ተግሳጽን እውን መኻይድኑ እዩ። ኣገዳስነቱ ድማ ልዑል እዩ። ብፍላይ ኣብ ማሕበራዊ ህይወት፡ መአረምታን ተግሳጽን እንተዘየሎ፡ ብሉጽ ክብርታትን ስነምግባርን ክኹስኩስ ኣይክእልን እዩ። ብዘይ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ድማ ዕበየትን ምዕባለን ክህሉ ትጽቢት ኣይግበረሉን። ጌታታት ካብ ዘይምፍላጥ ወይ ካብ ሸለልትነት እዮም ዝፍጸሙ፡ ስለዚ ድማ እዮም፡ ትምህርቲ፡ ምኽሪን ተግሳጽን ኣመና ኣድለይቲ ዝኾኑ። እቲ ሰኣን ፍልጠት ዝተጋገየ ምኽሪ ይልገሰሉ፡ እቲ እናፈለጠ ብዘይምግዳስ ወይ ብዘይምጥንቃቕ ጌጋ ዝፍጽም ድማ ይግሰጽ። ምትእርራም እምበኣር፡ ኣካል ማሕበራዊ ህይወት እዩ። ቆልዑ ይኹኑ መንእሰያት ዋላ እውን ዓበይቲ ኩልና ከም ሕብሪቲ ዕለታዊ ምኽሪን መአረምታን ከምዘድልየና ምፍላጥ ልቦና እዩ።

መአረምታ ዝቕበልን ዘይቅበልን ሰብ ምስ ክልተ መገዲ ዝተጋገዩ እሞ፡ እቲ ሓደ ንሰብ ተወኪሱ መገዱ ብምቕናዕ ኣብቲ ዝደለዮ ዝበጽሕ፣ እቲ ካልእ ድማ ሰኣን ምውካስ ወይ ዝሕብሮ ስኢኑ ኩሊሉን ደኺሙን ዝተርፍ ክመሳሰል ይኽእል።

መአረምታን ተግሳጽን መገዲ ህይወት ሓደ መንእሰይ ኣብ ምቕናዕ ኣዝዮም ወሰንቲ እዮም። ልክዕ ከም ክታበት ንቆልዓ፡ ንመንእሰይ ምዕዶን መአረምታን ግድን የድልዩዎ እዮም። ክንዲ ዝኾነ መንእሰይ ንመአረምታን ተግሳጽን ከም ካርታ መሐበሪ ቅርጺ መሬት ወይ ከም ምልክታት ትራፊክ ገይሩ ክምልከቶም ይግባእ። ኣብ ዘይትፈልጦ ከባቢ ኣብ እትንቀሳቐሰሉ፡ ኣብቲ ዝደለኻዮ ቦታ ንምብጻሕ ካርታ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ምልክታት ትራፊክ ድማ ኣብ ሓደጋ ከይትወድቕ ወይ ሓደጋ ከይትፍጽም ዝሕልውኻ ኣገደስቲ መምርሒታት እዮም። ህይወት እውን ናብ ጸቢቕ መዓልቦ ዝመርሓ ካርታን ካብ ሓደጋ ዝሕልዋ ሓበሬታን የድልያ እዩ። ኣብዚ መዳይዚ ትምህርቲ ወሳኒ እዩ። ትምህርቲ ንብይኑ ግን ኣኻሊ ኣይኮነን። ሰባት ኣብ ህይወቶም ዝተሞኩርዎ ኣብ ትምህርቲ ብቐጥታ ዘይትረኽቦ ፍልጡት ብዙሕ እዩ። መንእሰይ፡ ዝተማህረ ይኹን ዘይተማህረ፡ ምስ ዓበይቲ ብምንጽጻር፡ ናይ ህይወት ተሞኩሮኡ ውሑድ እዩ። ዓበይቲ ሰባት ከኣ ዝተማህሩ ይኹኑ ዘይተማህሩ፡ ህይወት ብግብሪ ዝመሃሮም መንእሰይ ክርድኦ ዘይክእል ብዙሕ ነገራት እዮም ዝፈልጡ።

ስለዚ መንእሰያት፡ ምኽሪን ምዕዶን ወለዶምን ካልኦት ዓበይቲን ኣብ ህይወቶም ልዑል ኣገዳስነትን ጥቕሚን ከምዘለዎ ተረዲኦም ብኽፉት ኣእምሮ ክቕበልዎ ይግባእ። ሓቂ እዩ ተግሳጽ ክትሰምዕ ባህ ኣይብለካን እዩ። ኣቐዲሙ ከምእተጠቕሰ እዚ ኣብ ኩልና ዘሎ ባህርይ እዩ። ቡቲ ኣብ ግዜ ተግሳጽ ዝስምዓካ ስምዒት ከይተሰነፍካ፡ ማለት ንዕኡ ብትብዓት ተቐጻጺርካ፡ ነቲ ዝወሃበካ ዘሎ ምኽሪን ማዕዳን ብቕንዕናን ክትሰምዮ ምስ እትፍትን ግን ክሳብ ክንደይ ጠቓሚ ምዃኑ ምግንዛቡ ጸገም ኣይኮነን። ካብ ተግሳጽን ምኽሪን ምህዳም፡ መርኣያ ፍርሒ እምበር፡ መግለጺ ትብዓት ኣይኮነን። መንእሰይ፡ ንዘኾነ ዝቐርበሉ ሓሳባት ናይ ምስማዕ ትብዓት ምስ ዝህልዎ እዩ ኣብ ህይወቱ ዕውት ክኸውን ዝኽእል። ምኽንያቱ ልቦና ብተግሳጽ፡ ምዕዶን መአረምታን እዩ ዝሰፍሕ። ስለዚ መንእሰያት ብዝዕባ ምዕዶን መአረምታን ዘለዎም ኣመለኻኽታ ከስተኻኽሉ፡ ንተግሳጽ፡ ምዕዶን መአረምታን ከም ውርደት ዘይኮነ ከም መኽሰብ ጠሚቶም ክደልዩዎን ሓንጎፉይ ኢሎም ክቕበልዎን የድሊ።

# ሓቂ ሒዘዶ ክምገተኪ

ብማይኮ (ሃርሞኒ)

ኣብ'ቲ ናይ ሂወት ጉዕዞ ከምገለ ጎፍ ተባሂልና። ጎፍታና ወዝቢ ኣይመስለክን። ወዝቢ ከምዘይኮነ ኸኣ ብጉሉጾኑት ሓቢርክኒ። ኑቲ ብፍላጥ ዝደጋገምክዎ ጎፍታታት ክሒደ ኸኣ። ጎፍታ ምኽኑ ከእምነኪ ምገት ከፊተ። ብዙሕ ምገት ተሪር ርክብ እንተፈጠረ ካብ ዝብል ሓሳብ'የ። ንስኺ ግና ንስኻ ንስኻ ኣይኮንካን ኢልክኒ። ከም ሓቂ ኣነ ኣነ ከምዘይኮንኩ ፈሊጥክኒ ኢኺ። እቲ ናይ ብሓቂ ኣነ እንተ ኾይነ ግን ብፍቕረይ ከምዘይትልለዊ ይፈልጥ እየ። ስለዚ ኸኣ ብሓሶት ክምገተኪ መሪጸ። እንተ ንስኺ ግና ቡቲ ናይ ሓሶት መንኑት ናተይ ኣብ ክንዲ ትምሰጢ ብምገት ጌርኪ ልበይ ኣጥፊኢክለይ። ኑቲ ዝሃብኩኺ ናይ ሓሶት ኣነ፡ ኩተቕልብሉን ብጽባቐኡ ክትምሰጥን ዕድል ኣይሃብክዮን ንኑብስኺ። ቢቃ ምሳይ ምሙጋት ባህ ከምዝበለኪ ሓንቲ ዝኣፍኪ ንስኻ ንስኻ ኣይኮንካን ትብልኒ።

ነዊሕ ምስተማኅትና ግዲ ብሓሶት ይምገተኪ ነይረ፡ ቀልጢፈ ደኺመ። ጸኒሐ'ውን ቃላት ክሊጋገቡለይ ስለዘይኸኣሉ ወልተፍተፍ ክብል ጀሚረ። ከምዛ ኣብ ሓያል ውድድር ጉያ ዝተሳተፍኩ ኸኣ ርሃጽ ወረር ወረር ክብለኒ ጀሚሩ። ኣብ መወዳእትኡስ ኮንቱ መኅተይ ግዲ ኣስሒቑኪ ብርሃን ጽሓይ ዝደምቀቱ ፍሽኽታ ደርቢኺለይ። ብሓቂ ዝስዓርክኒ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ክገርመኪ ግን ህልኽ ሒዙኒ ገና ተስፋ ኣይቆረጽኩን ነይረ። ብግልጺ ኸኣ ሓቢረኪ። ንስኺ ግን "ንዓይ ክትምገተኒ ዕረፍቲ የድልየካ'ሎ። እንደገና ሓቅታት ውሽጥኻ ልዕለይ እናተማኅቱ ንኽይትዛረብ ይሕዩሉኻ ኣለው። ስለዚ ዕረፍቲ የድልየካ'ሎ። እቲ ዕረፍቲ ግን ኑቶም ምሳኻ ዘለው ሓቅታት ውሽጥኻ ኣርሒቕካ ንኽትጉሕፎም ክጥቀመሉ ኢለካ'የ።" ኢልክኒ፡ ሃሪ ጸጉርኺ ጸግ ኣቢልክለይ ተዓዚርኪ።

ብድሕሬኺ ኑቶም ደድሕረይ እናመጹ ተኸኽ ዘበሉኒ ሓቅታት ውሽጠይ ክጉሕፎም ከም ዘለኒ ተረዲኡኒ። እቲ ካብ ዓለም ዝዓሞቐ ዝመስለኒ ዝነበረ መዓሙቕ ውሽጠይ ነዞም ሓቅታት ቀቢሩ ክሕዞም ኣይክኣለን። መዓሙቕ ወዲ ሰብ ንሓቅታት ክቕብር ዓቕሚ ካብ ዘይብሉ ባሕሪ ጥራሕ እዩ ንሓቂ ዝቕብር ኢለ ኣሚነ። እምነተይ ክገብር ክኣ ሓቅታት ዝቕብር ባሕሪ ሂወት ሃሰው ኢለ ረኺበ። ናብ'ቲ ዝዓሞቐ ክፋሉ ኣትየ ኸኣ ሓቅታት ውሽጠይ ኣቐሚጠዮም ናብ'ቲ ላዕለዋይ ክፋል እቲ ባሕሪ ሂወት ምስ ተመለስኩ። ዝገርም'ዩ ቅድመይ ናብቲ ላዕለዋይ ክፋል እቲ ባሕሪ ዝመጹ ክመስሉ ጸንበለል ኢሎም ርኢየዮም። ብሕርቃንን ብፍርሒን ከባብየይ እናኣቋመትኩ፡ ሓቅታተይ ገፊፍቲ ሓቂ ረኺቦም እናዋረዱ ከየረክቡኒ ከለው ሓቅታተይ ሒዘ ንገዛይ ተመሊሰ።

ኣብ መወዳእታ ዝሓሰብክዎ ንሓቅታተይ ኣብ መሬት ኩዒተ ክቕብሮም እዩ። ናብ'ቲ ጽምዋ ናይ ሂወት በረኻ ብምኻድ ከኣ ሓደ ገዚፍ ጉድጓድ ኩዒተ። ነዕሩኹተይ ክኣ ሓቅታተይ ኪቃብሩኒ ዓዲመዮም። ብተግባራተይ ዝተገረሙ የዕሩኹተይ ሓቂ ኣብ ከርሲ መሬት ክቕበር ከምዘይክእል ዘዘክር ዝመስል "ሓቂስ ብርእሳ ተቐቢርካያ ብእግራ ትወጽእ" ዝብል ጥቕሲ ኣባዎት ደርብዮምለይ ተዓዚሮም። እዛ ጥቕሲ ስለምንታይ እዚ ኩሉ ከይገበርኩ ዘይተዘከረትኒ ብጣዕሚ ገሪሙኒ። ብድሕሪ'ዚ ሓቂ ዋልሓደ መዓብጦ ዘይብላ ተጉቲራ እት'ኸይድ ንግዚኡ ግን ክትጉልበብ ት'ኽእል ቁምነገር ምኳና ኣስተብሂለ። ሽዑ ግን ንሓቂ ኣካል ጽባቐይ ገይረ ክምገተኪ መዲበ።

እቲ ናይ ብሓቂ ኣነ ኮይነ ክምገተኪ ኸኣ ኣብ ቦታ ቆጸራ ቅድሚኺ ደቢኸ ኢለ። ጥርዚ ርእሰ-ምትእምማን ወኒንኪ ርእስኺ ኣቕኒዕኪ ክትመጺ ምስርኣኹኺ። ሓቂ ሓይሊ ርእሰ-ምትእምማን ከምትህብ ኣስተብሂለ። ናብ ጥቓይ ቅርብ ምስበልኪ ኸኣ ዝተገረምኪ መሰልኪ። ገና ሰላምታ ከይሃብኪ ኸኣ "እንታይ ድኣ ሎሚስ ዝገረምካ ኮይንካ ተሰሚዒካኒ። ንኑብስኻ ዘመሰልካ ትመስል። ግዲ ንሓቂ ተጎልቢብካያ ኢኻ መጺእካ?" ኢልክኒ። ፍቕሪ ካብ ገጽኪ ክወጽእ ከሎ የንብቦ ነይረ። ክሳዕ ክንድኡ ንሓቂ ትፈትውያ ምኻንኪ ባህ ኢሉኒ። ሽዑ ሽታ ፍቕቕሪ ሃገግ እናበለና ሓቅታትና ሒዝና ተማጊይትና። ሓቅታት ንሓድሕዶም ከምዘይማኅቱን ዘይራጸሙን ዘርኢ ኩነት እዩ። እቶም ሓለፍቲ መንገዲ ዝብጽብጹ ዝነበሩ ቃላትና ተቐይሮም። ልስሉስ ዋሕዞም ኑቲ ከባቢ ባህታን ሰለማዊ ርግኣት ዝሃብዎ መሲሎም። ከምቲ ናይ ቀደም ፍሽኽ እናበልኪ ኸኣ "ንስኻ ንስኻ ምኻንካ ክንደይ ትግርም" ኢልክኒ። ኣነ'ውን ኑቲ ናይ ትማሊ 'ግብረይ' እናዘከርኩ ፍሽኽ ኢለኪ ሕፍረት እናተሰመዓኒ።

ብድሕሪ እዚ ዝገረመኒ ነገር እንተ ነይሩ፡ ፊልማ ምስ መጺእኪ ኣብ ፊተይ ኮፍ ኢልኪ ነይርኪ። ድሓር ግን ጎኒ ንጎኒ ኮፍ ኢልና ነይርና። ኣብ መንኩበይ ክኣ ተደጊፍኪ ነይርኪ። መን'ዩ ካብ ቦትኡ ተንቀሳቒሱ ዝፈልጠ የብለይን። ንስኺ'ውን ትፈልጥዮ ኣይመስለንን። እቲ ኩነታት ቅድሚ ሕጂ ርእየዮ ዘይፈልጥ ባህታ ሂቡኒ ነይሩ። ብውሽጠይ ክኣ "እዚ ፍቕርስ ክንደይ ይጥዕም፡ ንሓቂ ሒዝካ" ኢለ።

# መኖም ይምረጽ? ዘፍቕረካዶ ዘድልየካ?

ሚካኤል ብርሃነ

ሰብ ብህይወት ክሳዕ ዘሎ ሓደስቲ ነገራት ናይ ምርኣይ፡ ምስማዕ፡ ምፍታንን ምርካብን ባህጉ ኣየቋርጽን'ዩ። ከምኡ'ዩ ድማ ክኸውን ዘለዎ። ምኽንያቱ፡ ምድላይን ምብሃግን ናይ ሓደስቲ ነገራት እንተ'ቋሪጹ፡ ምንባር ኣቋሪጹ ማለት'ዩ። ንድሌታቱን ባህግታቱን ግን ኩሉ ግዜ ይሓተሎም ወይ ይረኽቦም ማለት ኣይኰነን። ምኽንያቱ፡ እንተስ ብሕፍረት እንተስ ብሓልዮት ወይ'ውን ብፍርሒ ንምርካቦም ከይፈተነ ስቕ ዝብለሉ ግዜ ቀሊል ኣይኰነን። ኑቶም ዝረኸቦም'ውን ስቕ ኢሉ ይቕበሎም ማለት ኣይኰነን። ኣብዚ'ውን ካብ'ቶም ባህግታተይ ኣማሊኦምለይ'ዮም ዝበሎም ክልተ ሰለስተ ከማርጽ ይደሊ። እዚ ኩሉ ኣብ መዳያት ህይወት'ዩ ዘጋጥም። እዚ ሕጂ ከካፍለኩም ደልየ ዘለኹ ሓሳብ ግን ብዛዕባ ኣብ ኣንጻር ጾታ ዝምስረት ዝምድና'ዩ።

ከምቲ ኩሉ ሰብ ዝፈልጦ ዝምድና፡ ብፍላይ ድማ ኣብ ኣንጻር ጾታ ዝምስረት ብ'ኽልቲኦም ወገናት ብዝግበር ምርጫታትን ስምምዓትን'ዩ ዝምስረት። እዚ ስምምዕ፡ ሽሕ'ኳ ብልምዲ ፍቕራዊ ስምምዕ እናተባህለ ይጸዋዕ፡ ካብ ጽምዲ ናብ ጽምዲ ይፈላለ እዩ። ምኽንያቱ ገለ ሰባት ንመጻምድቶም ኣፍቂሮም ከም ዝቐረቡዎ ክነግሩ ከለዉ፡ ብኣንጻሩ እቲ ካልኣዮም ኣድልይዎም ምስኡ ይነብሩ ከም ዘለዉ ይነግሩ። ኣብ ገለ ካልኦት ድማ ክልቲኦም ሓደ ዓይነት ማለት ተደላልዮም ወይ ተፋቒሮም ብሓባር ከም ዘለዉ ይነግሩኻ።

ቅድሚ ናብ ካልእ መግለጺታትን ዝርዝራትን ምእታው ግን ነዚ መበገሲ ንዝኾና ክልተ ቃላት ክበርህ።

**ኣፍቃሪ፡-**

ኣፍቃሪ መን'ዩ? ወዲ መን'ዩ? ካብ'የናይ ደረጃ ናብራ'ዩ? እንታይ ትሕዝቶ ኣለዎን ኣየገድስን እዩ። እዚ ከም ዘለዎ፡ እንተስ ካብ ነዊሕ ምርእኣይ እንተስ ሃንደበት፡ ኣብ ልቡ ስለዝኣተ'ኻ ጥራይ ፍሉይ ክብርን ሓልዮትን ክልግሰልካ ህርድግ ዝብል ፍጡር'ዩ።

**ኣድላዪ፡-**

ኣድላዪ ድማ ብዘለዎ ማለት መልክዕ፡ ህቡብነት፡ ገንዘብ፡ ጽቡቕ ስድራ ቤታዊ ስም፡ ስልጣን፡ ደረጃ ትምህርቲ ወዘተ. ኣብ ከባቢኡ ፍሉይነት ወይ ዓብላልነት ዘለዎ ኰይኑ ትሕዝቶኡ ድማ ኣብ ናብራ'ኻ ይኹን ግዝያዊ ምንቅስቓሳትካ ለውጢ ክፈጥረልካ ዝኽእል ብዝተፈላለየ ዓወታት ዝተኸበ'ዩ።



ፍልልዮም እዚ ዝርኣናዮ ካብ ኰነ ኣብ'ቲ ልዕል ኢልና ዝርኣናዮ ጉዳይ ኣንጻር ጾታዊ ዝምድና'ሞ መኖም'ዩ ዝምረጽ?

ብዛዕባ'ዛ ጉዳይ ንብዙሓት ደቂ-ኣንስትዮ፡ "መኖም ም መ ረ ጽ ክ ን ? " ኢለ ሓቲተ'የ። እቲ መልሲ ሓደ'ዩ። እቲ ከም መደገፍታ ዝቐርብ ዛንታ ኸኣ ዳርጋ ተመሳሳሊ'ዩ። ንሱ ድማ "ምስ'ቲ እተፍቅሮን ዘፍቅረካን'ምበር ክትነብር ኣለካ!" ዝብል'ዩ። እቲ ኣብነት ዝኸውን ዛንታ ድማ ሽሕ'ኳ ግዜን ሰብን ዝፈላለ እንተ'ኾነ "እ...ሓንቲ መሓዛይ ኣላ። ሕጂ እ... በቃ! ኣኺሉዋ ምስ ዘለዎ እንተዘይኰይኑ፡ ዋላ እናፈተወቶ ስቕ ኢልካ ምስ ዝኾነ ወዲ ክትላለ ደስ ኣይብላን'ዩ።" እዚ እናበላ ክተወድኣን ስቕ ኢልካ ምስ እትጥምተን ድማ "ምልላይ ደኣ እንታይ ኣለዎ? ንስኺ ኸ ከምኡ ኣይትላለይን ዲኺ?" ብዘስምዕ ናይ ዘይምቕባል መንፈስ ትጥምተን ዘለኻ ስለዝመስለን፡ ኣስዕብ ኣቢለን "እ...እዚ ክብለካ ግን ዋላ ባዕላ'ውን ከምኡ'ያ ትብል።" ብምባል፡ ነታ መልሰን ስክፍታ ብዘይብሉ ምሉእ ሓሳባት ክዛዝማኣ'የን ዝፍትና።

በዚ ከይዓገብኩ፡ "እዚ ትብልዮ ዘለኺ ኩለን ደቂ-ኣንስትዮ ዝብላኦ'ዩ። ድሒረን ድማ ዳርጋ ኩለን ከፍርሳኦ'የን ዝርኣያ።" ኢለ ተቓውሞይ ምስ ዘስምዕ "ኖ...! ኣነ ብተፈጥሮይ ከምኡ ኣይኰንኩን። ነጊረካ እንድየ፡ ኣነን መሓዙተይን ብዛዕባ'ዚ ብሓቅነት ኢና ንዛረብ። ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ'ኰ፡ እተን ምስ ዝደልያኦ ክነብራ ዝደልያ ኣግሂደን'የን ዝነግራ። ደሓር ከኣ... ዋእ! ፍቕሪ'ኰ'ዩ ንሰብ ዘንብሮ። እምበር ህቡብነት ወይ ገንዘብ ኣይኰነን" ብምባል፡ ኣብ'ቲ ጉዳይ ዘለወን ዕምቆት ኣፍልጠኣንን ብልሓንን ዝገልጽ ቃላት ብኡ ኣቢለን ድርብይ የብላለይ።

ብርግጽ እዚ ዓይነት መልስታት'ዚ ኩሉ ሓሶት ወይ ምድንጋር'ዩ ማለት ኣይኰነን። ምኽንያቱ ኣብ ጉዕዞ ህይወትና ብዙሓት ደቂ-ኣንስትዮ ነዚ ዝበልናዮ ኣብ ኣንጻር ጾታ ዝፍጠር ንፍቕሪ ኢለን ዝኸፍላኦ ዋጋ ከይርኣና

ሓሊፍና ኣይብልን'የ። እቲ ፍልልይ ካብ ኣመለኻኽታ ዝነቅል'ዩ ዝመስል። ከም ትዕዝብተይ፡ ካብ'ቲ ኣቐዲመ ዝቐረብኩዎ ሕቶታት ብምሕታትን ኣብ ኣእምሮይ ዝመጽኣኒ ግምታትን ግን ኣሎ። ዋላ'ኳ ኩለን እዚ ንስለ ፍቕሪ ዋጋ ከፊልካ ዝርከብ ዓወትን ጽቡቕ ስምን ዝብህጋኦ እንተኾና ኣብ ግብሪ ከወዕላኦ ኢለን ክጽዕራ ዝደልያ ግን ኣይመስለንን።

እዚ ዘይመፈተኒኣን ምኽንያት ግን እንታይ ይኸውን? ክብደቱ ኣቐዲመን ብምግማት ድየን? ወይስ ኣብ ዕድመ ንእስነት ኰይነን፡ ብዛዕባ እቲ ፍቕሪ ስኢንካ ክትሽገረሉ ትኽእል ግዜ ብዙሕ ኣይሓሰባሉን ኰይነን? ወይ'ውን ብኣንጻር እዚ ኩሉ እቲ ንዕኡ ኢልካ ተጥፍኦ ግዜ ድሑርነትካ ዝገልጽ ስለ ዝመስል'ዩ? እቲ መልሲ ብውክልና ክትዛረበሉ ዝከኣል ኣይኰነን። ምኽንያቱ፡ ኣተሓሳስባና ክንዲ ብዝሕና ስለ ዝኾነ ፍልልዩ'ዩ።

መቸም፡ ካብዚ ዘልዕሎ ዘለኹ ሕቶታትን ሓሳባትን ናይ መን ደጋፊ ምዃነይ ከይገመትኩም ኣይትተርፉን ኢኹም። ኣብ መንጎ ግን ሓደ ነገር ክብል። እዚ ኩሉ ክዝርዝር ዝጸነሐ ሓሳባት፡ ኣነ ወዲ ተባዕታይ ስለዝኾንኩን ንምርዳኡ ክቐልልን ኢለ'የ ብናይ ተባዕታይ ጾታ ክዝርዝሮ ዝጸናሕኩ እምበር፡ ንደቂ ተባዕትዮ ካብዚ ጉዳይ ሓራ ኣወጺአ ንደቂ ኣንስትዮ ክዝልፍ ስለዝደለኹ ኣይኰነን።

ምኽንያቱ ኣብዚ ግዜ'ዚ ብዙሓት ብደቂ ኣንስትዮ እናተጠወሩ ክነብሩ ዝደልዩ፡ ደቂ-ተባዕት'ዮ'ውን ንዕዘብ ኢና። ምናልባት፡ እቲ ጉዳይ ኣብ ባህልና ዘሕንኽ ብምዃኑ ጥራይ'ዮም ዓዉ ኢሎም ወይ ከም ሓደ ቁም ነገር ደፊሮም ከዕልልሉ ዘይደልዩ እምበር፣ ኣብ ልቦም ንነዊሕ ግዜ ዝጠጅኡዎስ ብዙሓት'ዮም። ከም ዋዛ እናምሰሉ ግን "ስድራኣ፡ ኩሎም ወጻኢ ሃገር ዝቕመጡ ኰይኖም፣ ወርሓዊ በብወገኖም ገንዘብ ዝሰዱ" ወይ "ገዛ፡ መኪና፡ ትካል ዘለዋ ኰይና ስድራኣ ብእርጋን ክሞቱ ዝቐረቡ" ዝብሉ ብዙሓት'ዮም። በዚ እቲ ቀደም "ንወዲ ሃብታም ኣመርዕዮማ" ወይ "ንሃብታም፡ ንመናጀር ናይ ከምዚ ትካል ኣመርዕዮማ! እንታይ እሞ ክንብል" ዝብል ዝነበረ መረረታት ደቂ-ተባዕትዮ፡ ሎሚ ብ "እንታይ እሞ ክንብሎም፡ ነታ ጓል ሃብታም ኣመርዕዮሞ" ወይ "ንታ ሃብታም፡ ንዳይረክተር ናይ ከምዚ ትካል ኣመርዕዮሞ" ብዝብል መረረታት ደቂ-ኣንስትዮ እናተዛነቐ ይመጽእ ኣሎ።

እዚ ሓድሽ ተርእዮ'ዚ በቲ ሓደ ወገን ገለ ጽቡቕ ነገር ከበስር ከሎ፡ በቲ ካልእ ግን ምትእትታው ሓደ ሕማቕ ባህሊ'ዩ ዘርኢ። እቲ ጽቡቕ ዝበልናዮ ደቂ- ኣንስትዮ ካብ ተደገፍቲ ሰብ ጸጋ፡ ናብ ተደለይትን ዓብለልትን ምቕያረን እዩ። እቲ ሕማቕ ክፋሉ ድማ ገለ ደቂ ተባዕትዮ ካብ ተደለይትን ጻዕራማትን ናብ ተናበይቲ ገለ ደቂ-ኣንስትዮ ይቕየሩ ምህላዎም'ዩ። ስለዚ እዛ ኣድላዪ ምዃን ንኹሎም ብማዕረ ትጸልዎም ኣላ ማለት'ዩ።

ናብታ ኣቐዲመ ዘልዓልኩዋ ናይ መን ደጋፊ ምዃነይ ትነግር ሓሳብ ተመሊሰ እምበኣር ምኽንይቲ ክገብራ። ደገፈይ "ኣፍቃሪ ምምራጽ'ዩ ዝሓይሽ" በሃላይ እየ። ምኽንያቱ፡ እቲ ስማዊ ገዲፍና እቲ ልባዊ ፍቕሪ መወዳእታ ከም ዘይብሉ ስለዝኣምን። እዚ ዓይነት ሰብ ምሳኻ ብምህላዉ ጥራይ ርኹብ ስኣን ብዘየገድስ ብዉሑዱ ኣብ ህይወትካ ሓደ ክፋል ዕረፍትን ቅሳነትን ክህሉወካ ይኽእል'ዩ። እንተ'ቲ ኣድላዪ ግን ሽሕ'ኳ ንዝተወሰነ ግዜ ካብ ዘለካ ናይ መነባብሮ ይኹን ተፈላጥነት ናይ ምርካብ ጸገማት የናግፈካ። ድሒሩ እቲ ዝነበረካ ሽግራት ዘላቒ ፍታሕ ምስ ረኺብካሉ ወይ'ውን ካብኡ ንላዕሊ ኣገዳሲ'ዩ ዝበልካዮ ሰብ እንተረኺብካ፡ ኣቐዲሙ ዘሕለፈልካ ረሲዕካ ከም ዕንቅፋት ናይ ሓጎስካ ኢኻ ክትሪኦ ክትጅምር። በዚ ዕድመ ኣድላይነቱ ምስ ዋሕዲ ትሕዝቶኡ ኣብ ቅድሚ ትሕዝቶ ካልኦት ኣብቂዑ ማለት'ዩ።

ኣብ መወዳእታ ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩዎ ኣብ ኣታሓሳስባ፡ ክንዲ ብዝሕና ስለ ዝኾነ ፍልልይና፡ እዚ ናተይ ሓሳብ ንኹሉ ዝዉክል ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ብዝኾነ እዛ ሓሳብ ሽሕ'ኳ ኣብ ኣእምሮ ኩሉና ሓዳሽ'ያ እንተዘይበልኩ ንሓድሕድና ብምዝታይ ምስ እነብስላ ግን ኣብ ምርጫታት ዝምድናና ለውጢ ከተምጽእ ዘለዋ ተኽእሎ ልዑል'ዩ ኢለ'የ ዝሓስብ። ወድሓንኩም!!።



## ሕግን መንእሰይን

ብሚኪኤል ጸጋይ

# እቲ "ሳይኮሎጂስት"

ጸታዊ ፍቕሪ፡ መርዓ፡ ስጋዊ ርክብ ገለ ካብ ህያባት ደቂ ሰብዮም። ቀጻልነት ሕብረተሰብ ዘውሕሱ ዓበይቲ ህያባት። ድሌታት ሰባት ብደረጃታት ዝሰርዑ ተመራመርቲ ንስጋዊ ርክብ ኣብ ርሑቕ ዘይኮነ መሰርዕ የቐምጥዎ።

እንተኾነ እዚ ፍጥረታዊ ወህበትን ጽባቐ ሰብኣዊ ጸጋታትን ኣተሓሕዛ ከነኽፍኣሉ ከለና ካብ ጸጋን ምርቓን ናብ ገበንን ኩነኔን ክልወጥ ንርኢ። ገለ ሰባት፡ ካብ ክልቲኦ ጸታታት ኑቲ ኣብ ፕንዙብን ንብረትን ዘርኢዮዎ ስስዐን ዝፍጽምዎ ምትላልን ዓመጽን፡ ኣብ ጸታዊ ርክባትኦውን ከም መንገዲ ይወስድዎ። ስጋዊ ርክብ ንምፍጻም ዓመጽ፡ ከትራ፡ ምትላል፡ ቅንእን ዘይቅዱስ ወድድርን ክፍጽሙ ይረኣዩ። እዚ ኹሉ ኑቲ ፍጥረታዊ ወህበት፡ ጸጋን ምርቓን፡ መሰረት ቀጻልነት ወዲ ሰብ ዝኾነ ስጋዊ ርክብ።

እዚ ዝቕጽል ዛንታ ዓመጽ ደዩ ምትላል ብሕጊ ንምውሳኑ ኣብ መንጎ ኣኸበርቲ ሕጊ፡ ጠበቓታትን ደያኑን ካልኦት ናይ ሕጊ ምሁራትን ዓሚቕ ክርክር ዘሾተለ ሕጋዊ ጉዳይ ኢዩ።

ኢ.ቫንስ ወዲ 37 ዓመት ዘይምርዑው ኢዩ። ሃዲኡን ብርእሰ ምትእምማንን ዝዛረብ ኢ.ቫንስ ብ 15 ሓምለ 1974 ላጋርድያ ተባሂሉ ኣብ ዝጽዋዕ መዕርፎ ነፈርቲ ኒውዮርክ ደው ኢሉ ዝመጽእ ጋሻ ዝጽበ ዝነበረ ይመስል ነበረ። ሰዓታት ምምጻእ ናይ ሓንቲ ነፋሪት ኣኺሉ ምስ ዓለበት ኣብ መንጎ ብዙሓት ሰባት ሉችያ ፔተርሰን ካብታ ነፋሪት ወረደት። ፔተርሰን ጓል 22 ዓመት፡ ተመሃሪት ካልኣይ ዓመት ኮሌጅ፡ ንዝረኣያ ናይ ምምራኽ ሓይሊ ዝነበራ መልከዐኛ ጓል፡ ካብ ሻርሎት ሰሜን ካሮሊና ናብ ከተማ ኒውዮርክ ብስራሕ ዝመጽኣት ነበረት።

ፔተርሰን ናይ ከተማ ኒውዮርክ ዝተራቐቐ ህይወትን ሽጣራታትን ሌላ ዘይነበራ፡ ኣቡቲ ዝተጉበረ መጽናዕቲ ድማ ከም ገርሂ፡ ንዘረባ ሰብ ቀልጢፋ እትኣምን፡ ጥቡብ ከተማ ዝገዶድላ ምንባራ'ዩ ተገሊጹ።

ኢ.ቫንስ ምስ ፔተርሰን ሰላምታ ተለዋዊጡ ክለሊያ ከሎ ኣብ መጽሔት ዝሕተም ቴማ ወይ ዓንቀጽ ዘዳሉ፡ ዝጽሕፈሉ ኣርእስቲ ድማ ናይ ሳይኮሎጂ ኰይኑ ንዝተፈላለዩ ሰባት እናረኸበ ቃለ መሕትት ከም ዘካይድ ገለጸላ። ንዕኣውን እዚ ዕላማዚ ከም ዝደለያ ሓበራ።

ኢ.ቫንስ መጀመርያ ናብታ ንሳ ትኸዶ ቦታ ከም ዝወስዳ እቲ ቅኑዕ መንገዲ ሒዙ ተበገሰ። ድሓር ግን ናይ መጀመርያ ኢንተርቪው ዘካይደሉ ስቱድዮ ናብ ዝበሎ ብሊንከልን ፕላዛ ናብ ዝፈልጥ ርሻን ክፍሊ ቁ. 14- D ወሰዳ። እንተኾነ እቲ ገዛ ናይ ሓደ ሄይንዝ ፓትዛክ ዝተባህለ ሰብ ብምኽንያት ስራሕ ናብ ኣስትርያ ከይዱ ዝነበረ ኢዩ። ፔተርሰን ኣብቲ ክፍሊ ምስ ኣተወት እቲ ክፍሊ "ስቱድዮ" ክመስላ ኣይከኣለን። ናይ ህጻናት ስእልታት፡ ዓራት ህጻናት፡ ባምቡላታት ኰታ ኑቲ ክፍሊ ስቱድዮ ዘይኰነስ ናይ ስድራቤት ገዛ ዘምስሎ ነገራት ስለ ዝበዝሐ ብዛዕባዚ ንኢ.ቫንስ ተወከሰቶ። ንሱ ክምልስ ከሎ ከም ሳይኮሎጂስት መጠን ንሕሙማት ኣብ ዝፍውሰሉ እዋን እቲ ባምቡላታትን ዓራት ህጻናትን እቶም ተሓከምቱ ኑቲ ናይ ንእስነቶም እዋን ንኽዝክሩ ከም መሳርሒ ዝጥቀመሉ ምዃኑ ነገራ።

ድሕርዚ ኢ.ቫንስ ኣብቲ ክፍሊ ኰይኑ ንፔተርሰን ናይ ሳይኮሎጂ ሕቶታት ምሕታቱ ቀጸለ። መጽናዕቱ ኑቲ ኣብ መንጎ ትሕቲ ዕድመን ዓቕመ ሄዋን ዝኣኸላ ደቀንስትዮ ንዝመጽእ ናይ ስነ ኣእምሮ ለውጢ ምጽናዕ ምዃኑ'ውን ኣረደኣ። ፔተርሰን ንባዕላ ኣብቲ ብትርፊ ሰዓታት ትሰርሓሉ ሆስፒታል ኒውዮርክ ብፍላይ ድማ ኣብ ጨንፈር ኣእምሮኣዊ ሕክምና፡ ናይ ስነ ኣእምሮ ፍልጠት ስለዝነበራ፡ ኢ.ቫንስ የካይዶ ከም ዝነበረ ዝጠቕሰላ መጽናዕትን ዝሓታ ዝነበረ ሕቶታትን ምትእስሳር ስለዝነበሮም ክትኣምኖ ከኣለት።

**ቀዳማይ ፈተነ**

ኢ.ቫንስ ብመንገዲ እቶም ናይ ሳይኮሎጂ ሕቶታቱ ንፔተርሰን ኩሉ'ቲ ናይ ብሕቲ ታሪኻ ፈቲሹ ፈለጠ። ዘሕለፈቶ ፍቕርን ኣብ ፍቕሪ ዝነበራ ስምዒትን ኩሉ ገለጸትሉ። ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት ዘጋጥማ ዝነበረ ተመክሮታት ዘርዚራ ኣዕለላቶ።

ድሕሪ ሓደ ወይ ክልተ ሰዓት ግን ኢ.ቫንስ ብሃንደበት ንፔተርሰን ብቕልጽማ ስሒቡ ናብቲ ሶፋ ብምጽጋዕ መላገም ክዓውንታ ክፈትሕ ጀመረ። ፔተርሰን ብዘይውልውል ተቓወመቶ። ዝተፈትሐ መላገማ ብምልጓም ክዓውንታ ብጉቡእ ለበሰቶ። ካብዚ ቀዳማይ ስጉምቲ ናይ ኢ.ቫንስ ድማ ድሓነት።

ኣብቲ እዋን እቲ ኢ.ቫንስ ንፔተርሰን ዝተኻየደላ ፈተና ከም ዘይሓለፈት ነገራ። ምኽንያቱ እቲ ክዓውንታ ከውጽኢ ዝገበሮ ፈተና ሓደ ኣካል ናይቲ መጽናዕቲ ከም ዝነበረ ገለጸላ። ውሽጣዊ ስምዒታት ናይ ጓልኣንስተይቲ ንምርዳእ ዘኽእል ሳይኮሎጂካዊ መስርሕ ከም ዝነበረ ግን ቡቲ ዘርኣየቶ ግብረ መልሲ ከም ዘይተዓወተ ሓበራ።

**ካልኣይ ፈተና**

ኢ.ቫንስ ክዓውንቲ ፔተርሰን ናይ

ምውጻእ ስጉምቲ ምስ ፈሸሎ ኣብ ኣእምሮ ፔተርሰን ምጥርጣርን ፍርሕን ዘሕድር መንገድታት ሃሰው ክብል ጀመረ። ከምዚ ድማ በላ።

"ኣበይ ከምዘለኺ'ሞ ሕሰቢ! ኣብ ገዛ ናይ ዘይትፈልጥዮ ሰብኮ ኢኺ ዘለኺ! ዝገልጸኩልኪ መንነተይ ሓቂ እንተዘይኮነኸ? ሳይኮሎጂስት ምኳነይን ዘይምኳነይን ትፈልጥዮ የብልክን። ቀታሊ ክኸውን ይኽእል፡ ዓማጺ'ውን ክኸውን ይኽእል።"

ፔተርሰን ነዚ ዘረባዚ ምስ ሰምዐት ዓሚቝ ፍርሒ ተሰመዓ። ንሓደጋ ተቓሊዓ ከምዘላ ክተሳስል ጀመረት። ኢቫንስ ዘርኢያ ሓይሊ የለን። ኣይሃረማን፡ ሽጉጥ ወይ ካራ ኣየቐንዓላን "ቀታሊ ክኸውን ይኽእል፡ ዓማጺ'ውን ክኸውን ይኽእል።" ዝብል ዘረብኡ ግን ኣብ ኣእምሮኣ ተመላለሰ።

### ሳልሳይ ፈተነ

ኢቫንስ ቀጺሉ ዝተጠቐመሉ ጸወታ ካብ ፔተርሰን ገለ ድንጋጸ እንተረኸበ ነበረ። ንዕላሉ ብሃንደበት ናብ ካልእ ኣርእስቲ ብምቕያር ድማ ብዛዕባ ብሓደጋ መኪና ዝተኾልፈቶ ኣገዳ ዝፈትዋ ኣፍቃሪቱ ኣዕለላ። ብድሕሪኡ ሰላም ከም ዘይረኸበ፡ ፔተርሰን ድማ ንዕኡ ከም ዘዕግበሉ ገለጸላ። ብሓቂ ድማ ኣብዛ ነጥቢ'ዚኣ ኢቫንስ ኣብ ኣዒንቲ ፔተርሰን ድንጋጸ ዝርእየ መሰሎ። ፔተርሰን እቲ ምስ ኢቫንስ ሓቢሩ ዘጽንሓትሉ ሰዓታት እናነውሐ ከደ። በቲ ዘይወዳእ ሕቶታቱ፡ ሳሕቲ ድማ ድሃሊ መልእኽቱ፡ ዘሕዝን ናይ ፍቕሪ ታሪኹ እናተዳኸመት ከደት። ናብ ስርሓ ዘፋንዋ'ውን ኣይመሰላን። ናብ ሰብኡ ክስሕብን ክሓቑፋን ድማ ጀመረ። ኣብ መጀመርያ ተርእዮ ዝነበረት ትሪ ጠፊኡ ልኡምነት ኣርኣየት። ሽዑ ኢቫንስ ነቲ ኣብ መዐርፎ ነፈርቲ ላንርድያ ክላለያኸሎ ጠፊእዎ ዝነበረ ዕላማ ክትግበሮ ጀመረ። ምስኣ ተደጋጋሚ ጾታዊ ርክብ ፈጸመ። ኣብ መወዳእታ ድማ ፔተርሰን ክዳውንታ ተኸዲና ካብቲ ክፍሊ ወጽኣት። ፔተርሰን ከም ዝበሎቶ ኢቫንስ ከፋንዋ'ከሎ ነቲ ብዘይ ድሌታ ዝፈጸሞ ተግባራት ይቕረታ ሓቲትዋ ኢዩ። ምናልባት እንተደለየቶ ብምባል ድማ ቁጽሪ ተሌፎን ሂቡዋ ነበረ።

ፔተርሰን ዘጋጠማ ጸገም ሽዑ መዓልቲ ንገለ መሓዛታ ኣካፊለተን። ቀጺሉ'ውን እቲ ጉዳይ ኣብ እዝኒ ፖሊስ በጽሐ።

### መርመራን ፍርድን

ፖሊስን ፔተርሰንን ኣብ ዝሃበርዎ ትርኢት ኢቫንስ ካብ ሓደ መዘናግዒ ክውጽእ'ከሎ ብሞገዕዶ ተራእየ። ኢቫንስ ብፖሊስ ምስ ተታሕዘ ንፔተርሰን ከም ዘይፈልጣ ኲይኑ ቀረበ። ስሙ ኢቫንስ ምኳኑ ብምኽሓድ ምስ ፔተርሰን ዘተሓሕዞ ጉዳይ ከም ዘይብሉ ገለጸ። ፖሊስ ናብቲ ዝሽን ፈጺምሉ ዝተባህለ ቦታ ማለት ሊንከልን ፕላዛ ክፍሊ ርሻን ቁ. 14-D ምስ ኣብጽሕዎ ግን ስሙ ኢቫንስ ምኳኑ፡ ንፔተርሰን ከም ዝፈልጣን ምስኣ ሰጋዊ ርክብ ምፍጻሙን ኣመነ። እንተኾነ እቲ ሰጋዊ ርክብ ብድሌት ክልቲኦም ከም ዝተፈጸመ ገለጸ።

ብዛዕባ እቲ "ሳይኮሎጂስት ኢየ" "ተመራማሪ ኢየ" ዝበሎ ድማ ጾታዊ ድሌቱ ንምርዋይ ንደቀንስትዮ ንምትላል ዝጥቀመሉ ሜላ ምኳኑ ከይሓብኣ ነቶም ፖሊስ ነገሮም። "ምስ ርእሲ ጓልኣንስተይቲ ብኡኡ'የ ዝጻወት" ብምባል ድማ ገለጸሎም።

ኢቫንስ ድሕሪ ምእሳሩ ካብ ቀይዲ ፖሊስ ከምልጥ'ውን ፈቲኑ ነይሩ። እንተኾነ መርማሪኡ ድሕሪ ብዙሕ ጉያን ምክትታልን ዳግማይ ኣብ ትሕቲ ቁጽጽር ኣእተውዎ።

መርመራኡ ወዲኡ ናብ ቤት ፍርዲ ክቐርብ ከሎ፡ ኢቫንስ ብዓመጽ ጓል ኣንስተይትን ካልኦት ተደረብቲ ገበናትን ተኸሰሰ። ነቲ ጉዳይ ኣብ ዕጹው ቦታ ዝርኣዩ ደያኑ፡ ነቲ ብወገን ፔተርሰን ዝቐረበ ምስክርነት ብዘይምጥርጣር ተቐበልዎ። ኢቫንስ ጕራሕ፡ ጥንቁቕ፡ ንእከይ ተግባራቱ ብውጥን ዝፍጽም፡ ንዝኾነ ቅጽቢታውን መስቀላውን ሕቶታት መልሲ ንምሃብ ዘይእግም ምዃኑ ክርድኡ ከኢሎም።

ዝተረኽቡ ሓበሬታት ገሊኦም ንኢቫንስ ከም ገበነኛ ዘመልክቱ፡ ገሊኦም ድማ ንንጽህንኡ ዝምስክሩ ነበሩ። ገለ ካብኦም ንገበኑ ዘረድኡ ተግባራት ኣብ መጀመርያ ስሙን መንነቱን ካብ ፖሊስ ምሕባኡ፡ ንፔተርሰን ኣይፈልጣን ምባሉ፡ ካብ ቀይዲ ፖሊስ ከምልጥ ምፍታኑ ክጥቀሱ ይኽእሉ። ንጽሁ ምንባሩ ዘርእዩ ድማ ኣብቲ ዝፈጸሞ ሰጋዊ ርክብ ምጥቃም ሓይሊ ዘርኢ ኣብ ኣካላት ፔተርሰን ዝኾነ ስምብራት ወይ ልሕጻጽ ወይ ዝተቐደደ ክዳን ዘይምንባሩ

ኢዩ። ንፖሊስ ከይትሕብሪ ዝብል መፈራርሒ'ውን ኣይተዛረበን፡ ብኣንጻሩ ኣድራሻኡ ዝሕብር ቁጽሪ ቴለፎን ሂብዋ። ቀቀድሚ ምእሳሩ'ውን ይድውለላ ነይሩ። ካብ ኣድራሻኡ ክርሕቕ ወይ ክኸውል ዝገበሮ ፈተነ'ውን ኣይነበረን።

ብኣረኣእያ ቤት ፍርዲ፡ ኢቫንስ ንፔተርሰን ብግርህና ዝመዝመዛ፡ ዘታለላ ወይ ዘዳህለላ ኢዩ። ዝፈጸሞ ተግባር ዓመጽ ተባሂሉ ክሳብ 30 ዓመት ማእሰርቲ ክቕጻዕ ግን ንሓያሎ ደያኑ ኣይተዋሕጠሎምን። ምኽንያቱ ድማ ዓመጽ ተፈጺሙ ክበሃል ዓማጺ ሓይሊ ክጥቀም ወይ ድማ ኣብ ህይወት ሓደጋ ከም ዘውርድ ከፈራርሕ ኣለዎ። ብምትላል ወይ ብሽጣራ ተደሊላ ፍቓዳ ወይ ወለንታኣ ዘርኣየት ጓልኣንስተይቲ ተዓሚጻ ክትብሃል ኣይከኣልን። ጓልኣንስተይቲ ናይ መርዓ ወይ ህያብ መብጽዓ ተኣትዩላ ብፍቓዳ ዝተቐበለቶ ሰጋዊ ርክብ ድሓር ዋላ እቲ መብጽዓ እንተተጠልመ "ተዓሚጸ" ኣይብሃልንዩ። ትሕቲ ዕድመ እንተኾይና ግን "ተታሊላ" ተባሂሉ እቲ ዘታለለ ብገበን ክቕጻዕ ይኽእል። ኢቫንስ ንፔተርሰን ናይ ሳይኮሎጂ መጽናዕቲ የካይድ ኣለኹ። ንዓኺ ድማ ከም መርኣያ (ሳምፕል) መሪጸኪ ብምባል ካብ መንገዳ ኣልዩዋ። ብዘይ ርኡይ ሓይልን ማህረምትን ድማ ንጾታዊ ርክብ መዝሚዝዋ። ደያኑ ነዚ ምትላል'ምበር ዓመጽ ኰይኑ ክርእዩም ኣይከኣሉን።

ልክዕዩ ኣብቲ ፍጻመ ኢቫንስ ንፔተርሰን ብሸምራ ቃላት ኣትዒብዋ ኢዩ። መንገዳ ስሒታን ተደናጊራን ኢያ። ምስ ዘይትፈልጦ ሰብ ኣብ ጽምው ቦታ ምንባራ ከም ንዝኾነት ካልእ ጓልኣንስተይቲ ዘርዕድን ዘፍርሓን ነይሩ። ይኹንምበር ተኸሳሲ ኣካላዊ ሓይሊ ኣይተጠቐመን። ጕላጽ፡ ቅልስኣዊ ሶት ዝኣመሰሉ ኣገደስቲ መርትዖታት ናይ ዓመጽ ኣይነበሩን። ካብ መጀመርያውን ኣብቲ ዝተበደለትሉ ገዛውን ተጐቲታ ወይ ተደፊኣ ኣይኣተወትን። ፔተርሰን ዘርኣየቶ ተቓውሞ ወይ ንጽገት እኹል ኣይነበረን። ሓቂ'ዩ ጓልኣንስተይቲ ንዓመጽ ንምቅዋም ወይ ንምምካት ዲል ዘይትረኽበሉ እዋናት ኣሎ። ክትቃወም እንተፈቲና ትጐድኣሉ ጊዜን ቦታን ክህሉ ይኽእል ኢዩ።

ኣብ ዓመጽ እተን ክልተ ረቛሕቲ ወይ መርኣያ፡ ሓይሊ ምጥቃምን ምፍርራህን ኢየን። ኣብ ናይ ፔተርሰን ጉዳይ ኢቫንስ ዝኾነ ሓይሊ ከም ዘይተጠቐመ ፔተርሰን'ውን መስኪራ'ያ። ምናልባት እቲ

ዓሚቑ ክርክር ዘሾተለ ፔተርሰን ሽሕኳ ብሓይሊ እንተዘይተሃርመት ምፍርራሕ ግን በጺሕዋዩ ዝብል ነበረ። ኢቫንስ ዝተዛረቦ ቃላት ድማ ንትንታኑ ቀረበ።

“ኣበይ ከምዝለኺ'ሞ ሕሰቢ! ኣብ ገዛ ናይ ዘይትፈልጥዮ ሰብኮ እኺ ዘለኺ! ዝገልጸኩልኪ መንነተይ ሓቂ እንተዘይኮነኸ? ሳይኮሎጂስት ምኳነይን ዘይምኳነይን ትፈልጥዮ የብልክን። ቀታሊ ክኸውን ይኽእል፡ ዓማጺ'ውን ክኸውን ይኽእል።”

ኣኽበርቲ ሕጊ “ኢቫንስ ብዓመጽ ገበነኛዩ። ምኽንያቱ ድማ እዞም ቃላትዚኣቶም ንፔተርሰን ከርዕዳ ዝተዛረቦምዮም። ዝበልኩኺ ግበሪ ወይ ድማ ኣብዚ ዘድሕነኪ ስለዘየለ ድሌተይ ክፍጽም ሓይለን ምቹእነትን ኣለኒ ማለቱ ኢዩ። ብርግጽ ከኣ ኣርዒድዋ ኢዩ።” ብምባል ተኸራኸሩ።

ጠበቓታት ድማ “ኣይፋልን ሓረጋት ኢቫንስ ካብ ሓልዮት ዝተበገሰ ማዕዳን ወቐሳን'ውን ይመስሉ ኢዮም። ኣንቲ ዓሻ ኣብ ገዛ ናይ ዘይትፈልጥዮ ሰብ እሞ ኸኣ በይንኺ ክትመጽኢዶ ይግባእ? ብዕድል ኣነ ኰይነ ምበር ካልኦት ክቐትሉኺ ወይ ክዕምጹኺ ምኽኣሉ ማለቱ'ውን ክኸውን ይኽእል” በሉ።

ደያኑ ድማ ቃላት ኢቫንስ ንጫሌዳ ትርጉም ዝዕድሙ ዘይርጉጻት ምኳኖም ደምደሙ። ተኸሳሲ ብገበን እሞ ኸኣ ከም ዓመጽ ዝኣመሰለ ከቢድ ገበን ክቕጻዕ እንተኾይኑ ድማ ብዘየጠራጥር መርተዖ ገበነኛ ክኸውን የድሊ። ኣብ ዘይርጉጻት ሓሳባት ብምምርኳስ ብገበን ምፍራድ ቅኑዕ ኰይኑ ኣይረኸብዎን።

ስለዚ ኢቫንስ ካብቲ ናይ ዓመጽ ገበን ነጻ ተባህለ። ኣታሊሉ ጾታዊ ርክብ ብምፍጻሙ'ውን ኣይተቐጽዐን። ምኽንያቱ ሕጊ ከይታለላ ዝከላኸለለን ንትሕቲ ዕድመ ደቀንስትዮ ማለት ትሕቲ 18 ዓመን ንዘዕድሚኣንዩ። ፔተርሰን ግን የዋህነትኳ እንተነበራ ብዕድመስ ኳል 22 ዓመትያ ነይራ።

እንተኾነ ቤት ፍርዲ ንኢቫንስ ክልተ ናይ መቕጻዒ ምኽንያታት ረኸበሉ። ቀዳማይ እቲ ንፔተርሰን ከም ስቱደዮኡ ዝገለጸላ ገዛ ናይ ገረቤቱዩ ነይሩ። ገረቤቱ ንኣውስትርያ ገይሽሉ ኣብ ዝነበረ እዋን ብዘይፍቓድ ዋና ንፔተርሰን ሒዝዋ ናብቲ ገዛ ብምእታው ማለት “ቤት ብምድፋር፡ እቲ ካልኣይ ድማ ድሕሪ ምቕያዱ ካብ ፖሊስ ከምልጥ ፈቲኑ ብምንባሩ ገበነኛ ኰይኑ ተረኺበ። በዚ ድማ ኣብቲ ምንጪ ጽሑፍ ንዘይተገልጸ እዋን ንማእሰርቲ ተፈርደ።

### ስሩምግቦር ናይ'ቲ ዛንታ

እዚ ናይ ቅድሚ 40 ዓመታት ፍጻመ ንፔተርሰን ከም ገርህን የዋህን የምስላ'ምበር ምትሳል ኣብዚ እዋን እዋንዚ'ውን መልክዑ እናቐየረን እናተራቐቐን ንብዙሓት ደቀንስትዮ ዓለም እንተላይ ንደቀንስትዮ ሃገርና ኣብ መጻወድያ ሓደጋ ከውድቐን ይርከብ። ሳዕቤኑ ድማ ክብርኻ ምስኣን፡ ዘይተደልየ ጥንሲ፡ ዘይተሓስበሉ ውላድ ኰይኑ ይርከብ። ካብ ዘይተደልየ ወሊድ ንምግልጋል ድማ ምንጻል ጥንሲ፡ ምድርባይ ህጻን ወይ ምቕታል ህጻን፡ ዝኣመሰለ ገበናት ይዝውተር ኣሎ። ዝበኣሰ ድማ መታለልትን ዓመጽትን ብዘዕባ ሕማም መውሰቦ ስለዘይሓስቡ ፍኑው ጾታዊ ርክቦት መቃልዒ ንሕማማት ከም ዝኸውን ዘጠራጥር ኣይኰነን።

ስለ'ዚ መንእሰያት ክልቲኡ ጾታታት ኣወራ ድማ እታ ኣብ ከምዚ ዓይነት ፍጻመ ዝበዝሐን ዝዓበየን ሳዕቤናት እትስከም ጓልኣንስተይቲ ዋልታ ህይወታን ክብረታን ምእንቲ ክትከውን ካብቲ ንሓደጋታት ምትሳልን ዓመጽን እትቃልዓሉ ሕማቕ ዝምድናታት ዓርኪ መሲታ፡ ሓደገኛ ቦታታትን ሰዓታትን ክትእለን ክትግታእን ዝበለጸ ኣማራጺ'ዩ።

### ሕቶታት ንመንእሰያት

1. ንኢቫንስ ዝተዋህበ ፍርዲ ፍትሓዊዶ ነይሩ? ስለምንታይ?

2. እዚ ጉዳይዚ ኣብ ሃገርና ተፈጺሙ ነይሩ እንተዝኸውን ዝተፈለየ ናይ ፍርዲ መደምደምታ ምተጉበረሉዶ ይመስለካ/ኪ?

ከም ዘይናትካ ምኽሓድን ኣብ ቤት ፍርዲ ምክርኻርን) ዘልዕል ካብ ሰብኣውነት ዝረሓቐ ነውሪ ተግባር'ዩ።



# ንጥንቃቐዶ ወይስ ንጸታዊ ስምዒታ'ያ ዝፈጸሙዎ?

ብ1992 ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ፡ ክፍለግዝኣት ቴክሳስ፡ የኤል ሬነ ቫልደዝ ዝተባህለ መንእሰይ ፡ ካራ ሒዙ ንሓንቲ ጓል ኣንስተይቲ ብምፍርራህ ምስኡ ሲጋዊ ርክብ ክትፍጽም ሓቲታ። ሽዕኡ ንሳ ሕቶኡ ሲጋዊ ርክብ ካብ ኩነ ካብ ዘይተደልየ ጥንሲ ወይ ሕማም ንምድሓን ኣጥቃዒኣ ኮንዶም ተጠቒሙ ሲጋዊ ርክብ ክፍጽም ኣዘኻኺረቶ። ቫልደዝ ኮንዶም ከምዘይብሉ ስለዝነገራ ድማ ኣብ ቦርስኣ ሒዛቶ ካብ ዝነበረት ኮንዶም ሃቢቶ'ሞ ሲጋዊ ርክብ ተፈጺሙ።

ድሕሪ'ቲ ፍጻመ እታ ጓልኣንስተይቲ ናብ ሕጊ ስለዘመልከተት ቫልደዝ ተቐየደ። ድሕሪ መርመራ ድማ እቲ ጉዳይ ናብቶም ሰር ነገር ሰሚዖም ዘኽስስን ዘየኽስስን ጉዳይ ዝመምዩ ነብሮ jury ቀረበ። እንተኾነ እቶም ነብሮ ንቫልደዝ "ዘኽስስ የብሉን" ብምባል ነጻ በልዎ።

እቲ ናይ ዳኘነት መስርሕ ኣብ ዕጹው መጋብኢያ ስለዝነበረ ስለምንታይ እቶም ነብሮ ንቫልደዝ ነጻ ከም ዝበልዎ ወግዓዊ መግለጺ ኣይተረኸበን። ይኹንምበር ቫልደዝ ነጻ ዝተባህለሉ ምኽንያት "እታ ጓልኣንስተይቲ ሲጋዊ ርክብ ምስ ተሓተተት ብኮንዶም ክፍጸም ምሕታታን ናታ ኮንዶም ኣውጺኣ ምሃባን ነቲ ሲጋዊ ርክብ ፍቓደኛ'ያ ነይራ።" ዝብል እምነት ከም ዝሓደሮምን መደምደምታ ከም ዝበጽሑን ተገሚቱ። እንተድኣ ብዕድመ እኽልቲ ጓልኣንስተይቲ ብድሌታ ወይ ብፍቓዳ ምስ ወዲ ተባዕታይ ሲጋዊ ርክብ ፈጺማ ድማ ዓመጽ ነይሩ ክበሃል ኣይከኣልን።

ኣብ'ዚ ዝረኣናዮ ፍጻመ ግን ቫልደዝ ኣብ ኢዱ ዝሓዞ ካራ ናብ ኣካላታ ኣቕኒዑ'ዩ ሲጋዊ ርክብ ሓቲትዋ። ንህይወታ ወይ ንኽብረታ ሓቲትዋ። ኣብ ከምዚ ኩነታት ካብቲ ናይ ካራ ሞት ንምምላጥ መሪጻ። ካብቲ ናይ ዘይተደልየ ጥንሲ ሓደጋን ካብቲ ኣብ 90ታት ኣብ ኣመሪካ ጊኑ ዝነበረ ቀታሊ ሕማም ኣይድስን ንምድሓን ድማ እቲ ሲጋዊ ርክብ ብኮንዶም ክፍጸም ሓቲታ። ሓታቲ ዝሓዞ ኮንዶም ስለዘይነበረ ድማ ናታ ኮንዶም ሂባ። እዚ ተግባርዚ ብምርኣይ ንሲጋዊ ርክብ ፍቓደኛ ነይራ ወይ ብድልየታ'ያ ሲጋዊ ርክብ ፈጺማ ክበሃል ይከኣልዶ?

ነብሮ ንቫልደዝ ነጻ ምስ በልዎ ኣብ ህዝቢ ዓቢ ቑጥዐ ኣለዓዒሉ። ኣብ ሓያሎ ከባቢታት'ውን ናዕቢ ተራእዩ። ሽዕኡ እቲ ጉዳይ ብኻልኦት ነብሮ ዳግማይ ከም ዝርኣ ተገብረ። ኣብቲ ጉዳይ ናይ መርተዖ ወይ ናይ መረዳእታ ጸገም ኣይነበረን። እቲ ፍጻመ ብኽልቲኦም ወገናት ምኽሑሓድ ኣይነበሮን። እቶም ፍጻመታት ከመይ ይትርጎሙ ጥራይ'ዩ ነይሩ እቲ ሕቶ። ስለዝኾነ ድማ ኣብቲ ድሕረዋይ ዳኘነት ድሕሪ ናይ ክልተ ሰዓት ክርክር ቫልደዝ ገበነኛ ከም ዝኾነ ኣብ ውሳነ ተበጽሐ። ን40 ዓመታት ክእሰር ድማ ተፈርደ።

እቲ ፍጻመ ብመንጽር ሃገራዊ ሕግታት ኤርትራ

ብቫልደዝ ዝተገብረ ፍጻመ ኣብ ኤርትራ ከም ዝተፈጸመ ጌርና ንውሰዶ። ቤት ፍርዲ ብፍላይ ድማ ናይ ገበን መጋባኢያ እቲ ናይ ቫልደዝ ናይ ካራ ምፍርራህን እቲ ናይታ ጓልኣስተይቲ ኮንዶም ምሃብን ብኸመይ ምተራእዮ? እቲ ሲጋዊ ርክብ ብወለንታዶ ብዓመጽ ተፈጺሙ ምተባህለ?

ነዚ ሕቶ ንምምላስ ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 589 ብዛዕባ ዓመጽ እንታይ ከም ዝብል ምርኣይ የድሊ።

ዝኾነ ወዲ ተባዕታይ ንሓንቲ ጓልኣንስተይቲ ብጉልበት (ብዓመጽ) ወይ ብምፍርራሕ ወይ ክትቃወመሉ ዘይትኽእል ኩነታት ብምፍጣር ብምግዳድ ሲጋዊ ርክብ ምስ ዝፍጽም ክሳብ 10 ዓመት ጽኑዕ ማእሰርቲ ይቕጻዕ።

ካራ ናብ ጓልኣንስተይቲ ብምቕናዕ ሲጋዊ ርክብ ምሕታት ምፍርራሕ ምዃኑ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ህይወታ ንምድሓን ምፍጻሙ ንዘይተርፎ ሲጋዊ ርክብ ብኮንዶም ክፍጸም ምሕታትን ካብ ቦርሳ ኮንዶም ኣውጺኣ ነቲ ወዲ ተባዕታይ ምሃባን ድማ ከም ፍቓድ ወይ ወለንታ ክወሰድ ኣይግባእን። ምኽንያቱ ድማ እቲ ኩሉ ዝሰዓብ ተግባራት ቡቲ ነታ ጓልኣንስተይቲ ብኻራ ደሂልካ ብህይወት ኣፈራሪህካ ሲጋዊ ርክብ ምሕታትካ'ዩ።

ናይ ኣብ ኩናት ዘይወዓለ በሊሕ "ዘይትሃድም" ኣውይ ኢላ ረዳኢ ዘይትጽውዕ" "ዘይትቃለስ" ዝብል ሕቶታት ክለዓል ምተኻእለ። እንተኾነ እታ ጓልኣንስተይቲ ብኻራ ዝተፈርራሓትሉ ቦታ፡ ኣካባቢ ወይ ሰዓታታት ከመይ ከም ዝነበረ ኣይተገልጸልናን።

እቲ ናይ ፍርዲ ፍልልይ ክኸውን ዝኽእል ኣብቲ ዝተዋህበ መጠን መቕጻዕቲ ጥራይ ኢዩ። ስለዚ ኣብ ሃገርና እቲ ወዲ ተባዕታይ ካብ 10 ዓመት ማእሰርቲ ዝተሕተ መቕጻዕቲ ጥራይ ምተዋህበ።



# ብሰኽራን ዘምጽኣቶ መዘዝ

26 ጥቅምቲ 1991 ኢ.ዩ። ዕለታዊ ስርሓ ናይ ላብራቶሪ ተክኒሻን ዝኾነት ኢለን ካብ ዓቕን ንላዕሊ ሰትያ ነይራ። ልባ ኣጥፊኣ ኣብቲ መተሓላለፊ ናይቲ ዝነበረቶ ባር ብሰንከልከል እናተንቀሳቐሰት ከላ ሓሙሽተ ኣብ ዕስራታት ዕድሚኦም ዝርከቡ ዝፈልጡዋ መንእሰያት ተሰኪሞም ናብ ሓደ ሰባት ክውል ኢሎም ዝግልገልሉ ጸቢብ ክፍሊ ወሰድዋ። ኣብቲ ዝተጠቕሰ ቦታ ድማ እቶም ኣርባዕተ መንእሰያት በብተራ ኣብ ልዕሊኣ ስጋዊ ርክብ ፈጸሙ። እዚ ኩሉ ክኸውን ከሎ ንሳ በቲ መስተ ተሰኒፋ ሃለዋታ ኣጥፊኣ ነበረት።

ኣብ ገለ ምዕራባውያን ሃገራት ዝስርሓሉ "ዘተ ንቓል እምነት" plea bargain ዝብል ኣምር ሕጊ ኣሎ። እዚ ኣምር ሕጊ ኣብ መንጎ እቲ ክሲ ዝምስርት ኣኽባር ሕግን ኣብ መንጎ እቲ ክሱስን ዘተ ይካየድ። እንተድኣ እቲ ክሱስ በቲ ዝፈጸሞ ተግባር ዝእመን ኰይኑ ማለት ነቲ ተግባር ከም ዝወዓሎ ከም ዝእመን ኣረጋጊጹ፡ እቲ ኣኽባር ሕጊ ነቲ ናይ ክሲ ደረጃ ብዝተሓተ ብምቕራብ እቲ ክሱስ ምስቲ ዝፈጸሞ ተግባር ዘይመጣጠን ትሕት ዝበለ መቕጻዕቲ ከም ዝወሃብ ይግበር። እዚ ማለት እቲ ኣኽባር ሕጊ ነቲ ክሱስ ክረትዕ መርተያ ክእከብ ኰለል ካብ ምባል ይድሕን፡ መስርሕ ፍርዲ ድማ ከም ዝሓጽር ይኸውን። እቲ ክሱስ ድማ ኣብቲ ደረጃ ክስን መቕጻዕትን ይከሓስ።

ኣብ'ቲ ናይ ኢለን ጉዳይ ድማ እቲ ነቲ ጉዳይ ሒዙ ዝነበረ ኣኽባር ሕጊ ነቲ "ዘተ ንቃል እምነት" ዝብል ኣምር ሕጊ ተኸቲሉ እቶም ናይ ጉጅለ ዓመጽቲ ንተግባሮም ስለዝኣመኑሉ ብዝፈኹሰ ዓንቀጽ ሕጊ ስለዝኸሰሶም ነብሲ ወከፎም 750 ዶላር ናይ ገንዘብ መቕጻዕቲ ክኸፍሉ ተፈርዱ። እዚ ማለት ካብቲ 10ታት ዓመታት ዘቕጽዕ ናይ ቀዳማይ ደረጃ ዓመጽ ክሲ ናብቲ ናይ ጾታዊ ርክብ በደላት ዓንቀጻት ወሪዶም ስለዝተኸሰሱ'ዩ።

በዚ ዝተቐጥዑ ነብርቲ ናይቲ ግዝኣት ኣኽባር ሕጊ ሪቻርድ.ቪ. ማኒንግ "ዘተ ንቃል እምነት" ተጠቒሙ ነቲ ኣጸያፊ ተግባር ብኸምዚ ዘይረብሕ መቕጻዕቲ ብምዕጻዉ ካብ ስልጣኑ ክወርድ ሓተቱ።

ብወርሒ መጋቢት 1991 ናይቲ ግዝኣት ዋና ኣኽባር ሕጊ እቲ መስርሕ "ዘተ ንቃል እምነት" ናይ ስነ ስርዓት ጌጋ ከም ዝነበሮ ጠቒሱ ክስረዝ፡ ክሱሳት ድማ ብቀዳማይ ደረጃ ዓመጽ ክኽሰሱ ኣብ ቤት ፍርዲ ኣመልከተ።

ኣብ ሚያዝያ 1991 እቲ "ዘተ ንቃል እምነት" ከም ዝስረዝን እቶም መንእሰያት ድማ ብቀዳማይ ደረጃ ዓመጽ ከም ዝኽሰሱ ተገብረ።

## ሃገራዊ ሕጊ

ብመሰረት ገበናዊ ሕጊ ሃገርና ብጉጅለ ዝፍጸም ዓመጽ ክሳብ ብ 15 ዓመት ማእሰርቲ ዘቕጽዕ ተግባር ኢዩ። ብጉጅለ ዝፍጸም ዓመጽ ኣብ ርእሲ ዘስዕቦ ገበናዊ መቕጻዕቲ ናብ ሓደጋ ሕማም ዘእቱ ከምኡ'ውን ጥንሲ ምስ ዘጋጥም ናይ ኣቦነት ክርክር (ንወላድ ከም ዘይናትካ ምኽሓድን ኣብ ቤት ፍርዲ ምክርኻርን) ዝልዕል ካብ ሰብኣዉነት ዝረሓቐ ነውሪ ተግባር ኢዩ።



# ግርጭትን ኣፈታትሓኡን

## ግርጩትን ህንጻትን

የሴፍ ሰሎሞን

ኣብ መጽሔት መንእሰይ ሕታም ቁጽራ-37፡ ግርጭትን ኣናብባናን ብዝብል ኣርእስቲ፡ ንሂወት ወዲ-ሰብ ክሰርዑን ክዘርጉን ዝኽእሉ 10-ኣምራት፡ ከም በዓል ዘይሚዛናዊ ጠመተ፡ ህውኽ ጠመተ፡ ጊታር ጠመተ፡ ኣሉታዊ ጠመተ፡ ትንተናዊ ጠመተ፡ ዘይርትዓዊ ጠመተ፡ ግኑን ጠመተ፡ ቁንጹብ ጠመተ፡ ሕንቁቅ ጠመተ ዝመሰሉ ኣምራት ተዘሪዝርዎም ቀሪቦም ነይሮም። ንዝሓለፈ ጽሑፍ ምስ ናይ ሎም ጽሑፍ ንምትእስሳሩ መታን ክጥዕም ድማ፡ ኣብ መእተዊ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ቀሪቡ ንዘነበረ ክልተ ሕጥበ ጽሑፍ፡ ኣብዚ ከም ዝቐርብ ተገይሩ ኣሎ።

ሰብ፡ ከይበልዐ ክነብር ስለ ዘይክእል፡ መዓልታዊ እንጌራኡ ንምምእራር ላዕሊን ታሕቲን ክብል ግድን እዩ። ብውጽኢቱ ከኣ፡ ኣእምሮኡ፡ ናብ ምምእራር እንጌራኡ ጥራይ ንኸቕንየ ይግደድ። የግዳስ፡ ኣብ ሂወትና፡ እቲ እንበልዖ፡ እንኽደኖን እነጽልሎን ጥራይ ኣይኮነን ኣገዳሲ። ካልእ ኣገዳሲ ነገር እውን ኣሎ።

ኣብ ሂወትና፡ እንርድኦም ጭብጢታት፡ እንሓስቦም ሓሳባት፡ ዝፈጥሩልና ስምዒታት፡ ማዕረ'ቲ (ልዕል'ቲ?) ንበልዖ፡ ንኽደኖን ነጽልሎን ኣገዳስነት ኣለዎም። እዚ ማለት ከኣ፡ ወዲ-ሰብ ክረግእ፡ ክቐስንን ክፍሳህን እንተ ድኣ ኾይኑ፡ ንዝበልዖ፡ ንዝኽደኖን ንዘጽልሎን ጥራይ ዘይኮነስ፡ ንዝሓስቦ፡ ንዝርድኦን ንዝስምዖን እውን ከመዓራሪ ክኽእል ኣለዎ ማለት እዩ። ምኽንያቱ፡ እናበላዕካ፡ ኣናንባዕካ/ እናልቀስካ ምንባር፡ ረኺብካስኢንካ ምኢን ምባል፡ ስለ ዘሎ።

ወዲ-ሰብ ኣብ ጉዕዞ ሂወቱ፡ ከስተብህሎም፡ ከንብቦም፡ ክርድኦምን ክትርጉሞምን ዝግባኦ ብዙሓት ኣጋጣሚታት/ፍጻሜታት/ ግርጭታት ይጎንፍዎ እዮም። ሕብሪ ጉዕዞ ሂወት ናይ ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ፡ ካብቲ ንነገራት/ፍጻሜታት/ግርጭታት ክዕዘቦም ዝጀመረሉ መስርሕ እዩ መልክዑ ክሕዝ ዝጀምር። ነዞም ዝጎንፍዎ ኣጋጣሚታት/ ፍጻሜታት/ግርጭታት፡ ብኸመይ እዩ ዘስተብህሎም? ዘንብቦምን? ዝትርጉሞምን ዘሎ? ዝብሉ ሕቶታት ድማ፡ ኣገዳሲ እየም።

ካብዚ ሰጊሩ እውን፡ ሕብሪ ሂወት ናይ'ቲ ሰብ/መንእሰይ፡ ካብ'ዞም ዘስተብሃለሎም፡ ዘንበቦምን ዝተርጎሞምን ኣጋጣሚታት/ ፍጻሜታት/ግርጭታት፡ እንታይ ዓይነት ርድኢት ኣሕዲሩ? ናብ ኣየናይ መደምደምታ በጺሑ? ኣብ ዝብሉ ተወሰኽቲ ሕቶታት ይምርኮስ እዩ። ካብዞም ዝተዘርዘሩ ሕቶታት ንላዕሊ ኣገዳስነት ዘለዎ ካልእ ሕቶ ከኣ፡ ካብ'ዞም መደምታታት'ዚኦም ተበጊሱ ክወስዶም ይህቅን ዘሎ መልሰ-ተግባራት፡ እንታይ ኮን ይኸውን? ዝብል ሕቶ እዩ።

ነዚ ዝጠቓቐስ ዘሎ ሕቶታት ብግቡእ ንምርዳኡ መታን ክሕግዝ፡ ስዒቦም ዘለው ኣምራት ምስ መግለጺኦምን ኣብነታቶምን ቀሪቦም ኣለው. . . . . .

1. **ጽሉው ጠመተ፦**

ብኻልኦት ሰባት ብዝተዋህለለ ሓበሬታን ብዘርአ ስምዒትን ተመርኲስካ ዝበጻሕ መደምደምታ፡ ጽሉው ጠመተ ተባሂሉ ይስመ።

ኣብነት፦ ብስራሕ ንዓሰብ እቕየር። ድሕሪ ናይ ሰሙናት ስራሕ፡ ንመሳርሕተይ ረኺበ ብዛዕባ ኩነታት ስራሕ እሓቶ። ስኡ እናሓርቀመ፡ "ሓላፊና ወገናዊ እዩ። ወገኑ ንዝኾኑ ሰባት ጥራይ'ዩ ዘቐርብን ናብ ጽቡቕ ዝምድኑብን። ወገኑ ስለ ዘይኮንኩ ዝግባኣኒ ቦታ ከልኡኒ'ሎ. . ." ይብለኒ። ካብዚኣ ተበጊሰ ንሓላፊኣይ እጸልኦ። ኣብ ዝኸደኩዎን ምስ ዝረኸብኩዎን ኮይነ እንተ ኣጸሊመዮ፡ ተጸልየ ኣለኹ ማለት እዩ።

ካብዚ ሓሊፈ፡ መሳርሕተይ ወይ ዓርኩ መሓዛይ፡ እንተ ሰሓቐ ዝስሕቕ፡ እንተ ኾረየ ዝኹሪ፡ እንተ ነደረ ዝነድር፡ እንተ ኣናሸወ ዘናሹ. . . እንተ ድኣ ኮይነ፡ ዝተጋሽ ጽሉው ጠመተ ገቢኡኒ'ሎ ማለት እዩ። ምኽንያቱስ፡ "መቓልሕ" ኮይነ ተሪፈ ብምህላወይ። ሰባት ዝህቡዎ ሓበሬታን ዝገልጹዎ ስምዒትን ኣገዳሲ እዩ። ግን፡ ንዝሃቡዎ ሓበሬታን ንዝገልጹዎ ስምዒትን ከም ናተይ ገይረ ክወስዶ፡ ከም ዘለዎ ክኣምኖ፡ የብለይን። ገምጋመይ፡ ካብቲ ሰባት ዝህቡዎ ርእይቶን ዝገልጹዎ ስምዒትን ጥራይ ክብገስ የብሉን። ክኢሉ ሰጊረ፡ ርእይቶኦምን ስምዒቶምን ምስ ክውንነት ኣጋጭየ ክመምዮን ክመዝኖን ኣለኒ። ሓቅነቱ፡ እውን ከረጋግጽ ኣለኒ። ከረጋግጽ ምስ ዘጸገመኒ፡ እሞ ግድን ዘዘርብ ምኽንያት እንተ ተረኺቡ ከኣ፡ "ተባህለ" ኢለ ክዘረብ ኣለኒ። ኣይኮነን ድማ፡ ኣፈይ ክዓጹ ይግባኣኒ።

ጽሉው ጠመተ ዘጥቅየ ሰብ፡ ሚዛን-ዝሓለወ ናይ ባዕሉ ርድኢት ስለ ዘይብሉ፡ ናይ ባዕሉ ቅኑዕ መርገጺ ይኹን ኣረኣእያ ኣይውንን እዩ። መምስ ዝኸፈሰ ንፋስ እዩ ዝሕምብብ። ክሕምብብ እንከሎ ከኣ፡ ሰባት ስለ ዝለኻኸፎ፡ ብሓቂ ጸገም ንኡብሱን ንመቕርቡን እዩ።

2. **ቁጡብ ጠመተ፦**

እዚ ከኣ፡ ካብ ውሽጣዊን ግዳማዊን ምኽንያታት ብምብጋስ፡ ኑብሲ'ኻ ኣሰርካ ናይ ምኻድ ባህሪ እዩ።

ኣብነት፦ ኣብ ሓደ ቤ/ጽ ተቖጺራ እያ እትሰርሕ። ንኡብሳ ንጥፍቲ ሰብ ኢላ እያ እትግምግማ። ሓላፊኣ፡ናይ ኣባላት ምቅይያር ቦታ ይገብር። ኣቡቲ ዝተወስደ ናይ ምቅይያር ስጉምቲ፡ ኣብ ሓዲሽ ቦታ ተመዲባ፡ ንሓዲሽ ቦታኣ ምዕጋብ ትስእኖ፡ ካልእ ቦታ'ዩ ዝግባኣኒ ብምባል። ብድሕሪዚ፡ ንሓላፊኣ፡ ገጻ ጸዊጋን ኑብሳ ኣሲራን ክትጥምቶ ትጀምር። ኣብ ክንዲ ከም ቀደማ ብንጥፈትን ብምሉእ መንፈሳን ትሰርሕ፡ ኑብሳ ኣሲራ ብምስራሕ፡ ባሁ-ኣይብሎ ዝዓይነቱ ስራሕ ክትሰርሕ ትጀምር። ድሒሩ ኣብ ዝተገብረ ሚዛን ኣፈጻጽማ ስራሕ ከኣ፡ "ንጥፈታትኪ ዛሕቲሉ ኣሎ፡ እንተ ኣመሓየሽኪዮ ጽቡቕዩ" ዝብል ደብዳቤ ትቕበል። ኣብ ክንዲ ትመሓየሽ ግን፡ ገደ ኮይኑዋ፡ መሊሳ ብመንገዲ ምሕንጋድ ትምርሽ. . .

ካልእ ኣብነት ንምሃብ፡ ብገለ ምኽንያት

ምስ መሳርሕተይ ወይ ፈታዊተይ እቀያየም። ብድሕሪ'ዚ፡ ግበረሳ፡ ሓግዙ፡ ተረድኣያ ንዝብለኒ ስምዒተይ ቀቲለ፡ ኑቲ ቅድም ዘጽግብ ዝነበርኩ ሰላምታ እኸልኣ። ኣብ ዝኾነ ንጥፈት እሕግዞ ንዝነበርኩ ኣደስክሎ። ኣይግበሮ ከኣ ገጹይ ኣሳሲረ ብነቦ ዓይነይ ክጥምታ እጀምር። ኩሉ'ዚ፡ ካብ ቁጡብ ጠመተ ዝተበገሰ ኣካይዳ እዩ።

ሰብ ንዝፈጸሞ ጌጋ ዘይምጽብጻብ ማለት ኣይኮነን። ምጽብጻብ ኣድላዪ ዝኾነሉ እዋን ኣሎ። እንተ ኾነ ግን፡ ንነብሰይ ዋናኣ ባዕለይ ክኸውን እዩ ዘለኒ። ዓያያይ ድኣምበር፡ ተቶኺታ'ኻይ ክኹን የብለይን። ቡቲ ዝሓሰቦን ዝኣምነሉን ክምራሕ ድኣሉ ዘለኒ'ምበር፡ ሰብ ብዘርኣየኒ ግብረመልሲ ክዘወር የብለይን። ንምድጋም፡ ከምቲ "ገበረኒ ክገብር፡ ዓዲ ኾናብር" ዝተባህለ፡ ሰባት ብዘርእዩኒ ተግባር ክምራሕን ክዘወርን ዘይኮነስ፡ ነዛ ነብሰይ ዋናኣ ባዕለይ፡ ዘዋሪኣ ባዕለይ ክኸውን ይግባእ።

ቁጡብ ጠመተ ዘጥቅዖ ሰብ፡ ዝሕቱል፡ ሓማዩ፡ ሃካይ ብምዃን፡ ልክዕ ከም ፍሬኖ ሒዛ እትጉዓዝ መኪና፡ ኀታት ኮይኑ እዩ ዝተርፍ። ብኀደሎ ሓይሉ ይሰርሕን ይጉዓዝን ብምህላው ከኣ፡ ዝፍጽሞም ንጥፈታት ምሉእነት ይጎድሎም። ብውጽኢቱ፡ ብመዘንኡን መቕርቡን እናተነጸገ እዩ ዝኸይድ። መወዳእታኡ ድማ፡ ኮራዪ ሰብ ኮይኑ ብምትራፍ፡ ንነብሱን ንመቕርቡን ዝጎድእ ሰብ ይኸውን።

3. **ልዕለ ጠመተ፦**

ኣብ ዝኾነ ይኹን ንጥፈት፡ ካብ ክውንነት ንላዕሊ ትጽቢት ምግባር ማለት እዩ።

ኣብነት፦ ሓደ ሰብ ተወሊዱ ክሳብ ዝዓቢ፥ እናጸየፈን እናተጋገየን ከም ዘይነብዙ ኀል 16 ዓመት ሓብቱ፥ ልክዕ ከም ኀል 40 ዓመት ሰበይቲ ክትሓስበን ክትምእዝዞን፡ ሓደ ወዲ 4 ዓመት ወዱ፥ ልክዕ ከም ወዲ 16 ዓመት በጽሒ ክሓስብ፡ ሓንቲ ሒደት ዓመታት ናጽነት ዘቑጸረት ሃገሩ፥ ማዕረ'ተን 50-60 ዕድመ ናጽነት ዘለወን ሃገራት ዕቤት ክተመዛዘብ ምጽባይ፡ ልዕለ ትጽቢት ዝዓብለሎ ልዕለ-ጠመተ ምንጽብራቕ ማለት እዩ።

ሰብ ይኹን ሃገር፡ ኣብ ሓደ ውሱን ደረጃ፡ ውሱን ዝኾነ ዓቕሚ ወይ ባህሪ እዩ ዘውንን። ካብ ዓቕሞም ወይ ባህሪኦም ንላዕሊ ክንጥፉን ክሰርሑን ኣይክኣሎምን እዩ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ብ'ኸምኡ ንኽንገዓዙ ምድራኹ፡ ናብ ጸድፊ'ዩ ሸለው ዝብሎም።

ርጉጸ'ዩ፡ ጽቡቕም ኣይንተምን ክበሃል ኣይክኣልን እዩ። ሰብ ይኹን ሃገር፡ ዓቕሞም እቲ ዝጥቀሙሉ ዘለው ዓቕሚ ጥራይ እዩ ማለት'ውን ኣይኮነን። ነታ ዘላቶም ዓቕሚ ምሉእ ብምሉእ ክጥቀሙላ ወይ ዘይክጥቀሙላ ይኽእሉ እዮም። እቲ ኣገዳሲ ነጥቢ ግን፡ ካብ ትጽቢቶም ንላዕሊ ንኽኾኑ ምትኹታኽ ዘይኮነስ፡ ነታ ዘላቶም ዓቕሚ ብግቡእ ይጥቀሙላ ኣለው ዶ የለውን? ንዝብል ሕቶ ብግቡእ ምፍታሽ እዩ።

ልዕለ-ትጽቢት ዝሓዘለ ልዕለ-ጠመተ ዘውንን ሰብ፡ ዝተሰርሐ ስራሕ ይሰራሕ፡ ዝተዓመ ዕማም ይተዓመም፡ ዝሓዘ ንብረት ይሓዝ፡ ዕግበት ዝበሃል ስምዒት ስለ ዘይፈጥረሉ፡ መንጸርጸሪ ኮይኑ እዩ ዝተርፍ። ሓደሓደ ግዜ'ውን፡ ተስፋ ምቑራጽ የስዕበሉ እዩ። ኣዝዩ ሃሳዪ ኣጣምታ እዩ፡ ንነብሱን ንኻልኦትን።

4. **ርቡጽ ጠመተ፦**

ርቡጽ ጠመተ፡ ዝኾነ ይኹን ፍጻሜ፡ ለውጢ ወይ ምዕባለ ኣብ ሓጺር እዋን ንኽመጽእ ትጽቢት ናይ ምግባር ዝንባለ እዩ።

ኣብነት፦ ኀል 10 ዓመት ቈልዓ፡ ሰዓት ዝወሰድ ዕዮ-ገዛ ተዋሂቡዋ ከብቅዕ፡ ኣብ ዓሰርተ ደቒቕ ኣናተመላለሰካ፡ "ክሳብ ሕጂ ኣይወዳእክዮን!" እናበልካ ምህዋኽ፡ ፈለማዩ ትምህርቲ ምዝዋር መኪና ክምሃር ንዝጀመረ ሰብ/መንእሰይ፡ ርግኣን ዘገምን ኢሉ ንኽምሃር ኣብ ክንዲ ምሕዳግ፡ "ኣንታ ከምዚ'ንዶ ግበር! ናበይ ገጽካ ኢ'ኻ ትኸይድ ዘለኻ! እስከ ቀልጢፍካ ኑቲ እግርኻ ካብቲ ፍሩስዮን ኣልዕሎ!!" . . . እንበልካ ምርባጽ፡ ሕጻን ወዲ ዓመትን ፈረቓን፡ ርግኣን ዘገምን ኢሉ ሽንቱ ንኽቆጻጸር ኣብ ክንዲ ምሕጋዝ፡ "ኣንታ ጠስጣስ እወ ጠስጣስ! ሕጂ ኸኣ ኣብ ዓራት ሼንካ!!" ኢልካ ምህዋኽ፡ መግለጺ ርቡጽ ጠመተ እዩ።

ሒደት ዓመታት ናጽነት ዝቑጸረት ሓዳስ ሃገር፡ ኣብ ሓጺር እዋን፡ ኣዝዩ ምዕቡልን ለዋዊጥካ እትጻወተሉ ብዙሕ ስታድዩም፡ ኣዝዩ ምዕቡል ጸወታ፡ ምዕቡላት ተጻወትቲ፡ ኣዝዮም ምዕቡላት ደያኑ. . . ክትውንን ኣለዋ ኢልካ ምህዋኽ፡ ካልእ ኣብነት ርቡጽ ጠመተ እዩ።

ርጉጽ'ዩ፡ ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ ጸጽቡቑ ክትምኒ ጽቡቕ'ዩ። ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ፡ ጸጽቡቑ ክገብር ኣለኒ ዝብል ኒሕ ክህልዎ'ውን ጽቡቕ እዩ። ግንከ፡ ትምኒትን ክውንነትን በበይኑ ምዃኑ ክፈልጥ፡ ጸጽቡቑ እናተተምኘኻን እናሰርሕካን፡ ምጕታት ግዜ ከም ዘጋጥምን ዓቕሊ ከም ዝሓትትን ክርዳእ፡ ክኽእል ኣለዎ። እቲ ቕንዲ ነጥቢ፡ ጸጽቡቑ እናተተምነኻ፡ ብዙሕ እናሰራሕካ፡ ዘጋጥመ ኩነታት እናመዘንካ፡ ዓቕሊ ሰኒቕካ፡ ብበደሆታት ከይተሰነፍካ፡ ንቕድሚት ምምራሽ እዩ።

ርቡጽ ጠመተ ዝዓብለሎ ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሒ ሃገር፡ ፍጥነቱ ከም ጐብየ እንክሎ፡ ኣብ ከባቢኡ ዝርከብ ሰብ'ውን ፍጥነቱ ፍጥነት-ጐብየ እንክሎ፡ ልክዕ ከም ማንቲለ ክኸዱ እዩ ዝህቅን። ኣእጋሩ-ንድሕሪት ሰውኑ-ንቕድሚት ገይሩ ስለ ዝኸዱ ከኣ፡ ቁልቁል ዝኣፉ'ዩ ዝድፋእ። ክወድቕ እንከሎ ከኣ፡ ሰብን ሃገርን ክለኽኽም ይኽእል።

5. **ውርጹጽ ጠመተ፦**

እዚ ማለት ከኣ፡ ኩሉ ዝውሰድ ስጉምቲን ዝትግበር ፍጻሜን፡ ሚእቲ ካብ ሚእቲ ዘዕጉብ ክኸውን ኣለዎ ዝብል ትጽቢት ምግባር ማለት እዩ።

ኣብነት፦ ተመሃሪት እያ፡ ብልጽቲ ተመሃሪት። ትምህርቲ ካብ እትጀምር 1ይቲ እናወጸት ዩኒቨርሲቲ በጺሓ። ብመማህርታ ይኹን ብመምህራና ፍትውቲ ሰብ/መንእሰይ እያ። ግንከ፡ ኣብ ትምህርታ ንእድኒ ኣኳ እንተ ኾነት፡ ምስ ሰባት ናይ ምዝማድ ክእለታ ንኡድ ኣይኮነን። ኩሉ ሓሳቡተይ ዘይተቐበልኩምኒ እናበለት'ያ ንሰባት ትቶኻቶኽ። በዚ ምኽንያትዚ፡ መዛኑኣ ብዙሕ ኣትቀርበዋን። እዛ ሰብ'ዚኣ፡ ብ'ኹሉ ንጥፈታተይ ብልጽቲን ቅብልቲን ክኸውን ኣለኒ ዝብል ዝንባለ እዩ ዘለዋ።

ዝኾነ ሰብ/ መንእሰይ፡ ብዘዕግቡን ብዘየዕግቡን ጠባያት ዝተዓብለለ ፍጡር እዩ። ሰብ፡ ዘዕግቡን ዘየዕግቡን ጠባያት ምሓዙ ድማ፡ ንቡር እዩ። ዘይንቡር ባህሪ ዝበሃልሲ፥ ኣብቲ ዘየዕግብ ጠባያት እናንበረ፡ ንዘየዕግብ ጠባያት ናብ ዘዕግብ ጠባያት ንምቕያር ዘይምቅላስ እዩ።

ካልእ ኣብነት ንምሃብ፦ ስፖርተኛ እዩ። ኣዝዩ ብሉጽ ጸወታ ይጻወት ብምንባሩ፥ ህቡብ እናኾነ ዝመጸ ስፖርተኛ። ነታ ዝተሰለፈላ ጋንታ ናብ ዓወት ካብ ዝመርሑዋ ተጻወትቲ ሓደ፡ ንሱ እዩ። ብሶላኡ፥ ጋንታኡ ብዙሕ ዋናጩ ዓቲራ እያ። ኣብ ሓደ ኢጋጣሚ፡ ጋንታኡ ንዋንጫ እናተጻወተት ማዕረ ብምፍልላያ፡ ኣብ ፍጹም ቅላዕ በጽሐት። ኣብቲ ዝተዋህበ ሓሓሙሽተ ቅላዕ፡ እዚ ተጻዋታይ'ዚ ሸቶ ብዘይምምዝጋቡ፥ ጋንታኡ ስዕረት ቀመሰት። ብሰኪ'ዚ ስዕረት'ዚ ድማ፡ ወዮ ብሉጽ ተጻዋታይ ካብ ኩዑሶ ዓለም ክሰናበት'የ ኢሉ ተሰናበተ።

ዝኾነ ሰብ/ መንእሰይ፡ ብእሩምን ብግጉይን ተግባራት ዝተዓብለለ ፍጡር እዩ። ዝኾነ ሰብ/ መንእሰይ፡ ግጉይ ተግባራት ምሓዙ ንቡር እዩ። ዘይንቡር ባህሪ ወዲ-ሰብ ዝበሃልሲ፥ ኣብዚ ግጉይ ተግባራት እናንበረ፡ ካብ ጌጋኡ

ንኽመሃር ዘይምፍታን እዩ።

ኩሉ ዝዓሞ ፍጻሜ ወይ ኩሉ ዝሓዞ ጠባያት ወይ ኩሉ ዝውንኖ ንብረት ሚእቲ ካብ ሚእቲ ብሉጽ ክኸውን ኣለዎ ዝብል ሰብ/መንእሰይ፡ ጌጋ-ፍጻሜ፡ ጌጋ-መልሓሰን ጎደሎ ንብረትን መፋጥርትና ብምዃኑ፡ ህይወቱ ንኽዘርግ ይደናደን ዘሎ። ጌጋ ከይፍጽም እናበለ ወይ ጎደሎ ንብረት ክህልወኒ የብሉን እናበለ፡ ብኣመና ጥንቃቐን ስክፍታን፡ መቐረት ህይወቱ ከጥፍእ ይኽእል እዩ!!

6. ***ሃዳሚ ጠመተ፦***

ንነገራትን ምጻሚታትን ኣብ ክንዲ ምግጣም፡ ካብኣቶም ንምርሓቕ ምፍታን፡ ሃዳሚ ጠመተ ተባሂሉ ይጽዋዕ።

ኣብነት፦ መንእሰይ እዩ። ኣገዩ ዝፈትዋ ጓል ገጢማቶ፡ ንሳውን ኣዚያ ስለ ዝፈተወቶ፡ ኣብ ሓዳር በጺሖም ሓዳሮም መስረቱ። ኣብ ዓመቶም ጓል ወሊዶም፡ ጽቡቕን ምቁርን ሂወት ከሕልፉ ጀመሩ። ኣብ ሳልሳይ ዓመቶም ድማ ወዲ ደገሙ። ቁጠባ ናይቲ ገዛ ግን፡ ከምቲ እታ ሰበይቱ እትትምኖ ክኸውን ኣይከኣለን፡ ሰብኣይ መስተ ስለ ዘዘውትር። በዚ ከኣ ብዙሕ ተሰሓሓቡ፡ ተዋጠጡ፡ ተሃላለኹ። "ዘለካ ኣመል ግደፎ" ተባሂሉ ክሰምዕ ኣይከኣለን። እናገደዶ ከደ። ድሕሪ ሽዱሽተ ዓመት፡ ሰበይቱ ምጽዋር ስለ ዝሰኣነቶን ቁጠባ ገዝኣ ባዶሽ እናኾነ ስለ ዝመጸን፡ ፍትሕ ጠሊባ ተፋትሐት። ንብረቶም ተማቒሎም፡ ደቆም ብዘይ ወላዲኦምን ብዝተወሰነሎም ቀለብን ንኽሽዱ ፈረዱዎም።

ኣቦ፡ ንበይኑን ደሞዙ እናተቐረጸን ምንባር ስለ ዘጸገሞን ምስታ ኣደ ስለ ዝተሃላለኸን፡ ቀለብ ደቁ ከይከፍል ኢሉ፡ ካብ ብ/ቤቱ ተኸዊሉ ቦታ-ስራሕ ቀዪሩ ንኸረን ከደ። ኣደ፡ ካብታ ዝተቐየረላ ቦታ ደሞዙ-ደቃ ንኽትወስድ ብቤት ፍርዲ ኣቢላ ስለ ዘረኻኸበትሉ ግን፡ ክልተ ሰለስተ ወርሒ ደሞዙ ተቐረጸ። ነዚ ክጸወሮ ብዘይምኽኣሉ፡ ናይ ባህ ኣይብሎ ስጉምቲ ወሲዱ፡ ንሱዳን ተዓዝረ። ካብኡ ኸ. . . ንሲናይ...

ኩሉ'ዚ ዝተወሰደ ስጉምቲ፡ ካብ ሃዳሚ ጠመተ ዝቐለ ስጉምቲ እዩ። ነታ ዘላ ናይ መስተ ኣመል ገጢሙ ክንዲ ዘሰንፉን ፍታሕ ዘምጽኣላን፡ ካብ ሓደ ጸገም ናብ ካልእ ጸገም ኣምሪሑ። እሞ ድማ ናብ ዝኸፍአ ጸገም!!

ሰብ፡ ሰብ ምዃኑ ዘመስክር፡ ኣብ ግዜ ራህዋን ሰላምን ጥራይ ኣይኮነን። ወዲ-ሰብ፡ ብጸገማት ዝተኸበ ፍጡር እዩ። ወዲ-ሰብ ብብደሆታት ዝተኸበ ፍጡር እዩ። ሰብ፡ ሰብ እዩ ዝብሎ ድማ፡ ጸገማት ኣብ ዘጋጥሞ እዋን ብዘርእዮን ብዘንጸብርቖን ጠባያት እዩ። ሰብ፡ ሰብ እዩ ዝብሎ፡ ንዝገጠሞ ጸገማትን ብደሆታትን ንኽገጥምን ንኽፍንጥሰን ብዘርእዮን ብዝወስዶን ስጉምቲ እዩ።ካብ ጸገማትን ብደሆታት ምህዳም፡ ካልእ ጸገምን ብደሆን እዩ ዘስዕብ እምበር፡ ፍታሕ ኣየምጽእን እዩ!!

7. ***ክውንነታዊ ጠመተ፦***

እዚ ማለት ከኣ፡ ሰባትን ከባቢን ብጭብጢን ብርትዒን ናይ ምምዛን ዝንባለ እዩ።

ኣብነት፦ ኣብ ርጉኣትን ምቕሉላትን ስድራቤት እዩ ዓብዩ። ትምህርቲ ብጽቡቕ ተኸታቲሉ፡ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ብመምህርና ወዲኡ፡ መምህር ኮነ። ጽቡቕ ክኸይድጺኒሑ፡ ምምህርና እናጸልኦ ከደ። ንገለ ዓመታት ምስ ኣስተምሃረ ከኣ፡ ነጋዳይ ክኸውን ኣለኒ ኢሉ ሓለነ። ገንዘብን ኣፍልጦ ንግዲን የለን። "ሀ" ኢለ ክጅምሮ ኣለኒ ኢሉ ግን፡ መምህርና ኣቋረጸ። ኣብ ናይ ንግዲ ዓለም ምስ ኣተወ፡ "ከም እትትምኖ ኣይኮነን ከም ዝገጠመካ'ምበር" ኮይኑዎ፡ ንግዲ ምስላጥ ኣበዮ። ልዕሊ ኩሉ ድማ፡ ባህሪ ነጋዳይ ምስቲ ዝለመዶ ባህሪ መምህርና ምስናይ ኣብዩዎ፡ ውሽጣዊ ግርጭት ፈጠረሉ። ሰንፈላል ተሰሪሑ፡ ብዙሕ ተሸገረ። ኣብ መወዳእታ፡ ከምቲ ክኾኖ ዝበሃጎን ዝደለዮን ንኽመጽኣሉ ብዙሕ ጸዊሩ ምስ ፈሸለ፡ "ዓለም ናብቲ ዝደለኹዎ ምኻድ ካብ ኣበየትኒ፡ ነዛ ኑብሰይ ምቕያርዩ ዘለኒ" ብምባል፡ ናብታ ዝለመዳን ዝመለኻን መምህርና ክምለስ እንተ መሪጹን እንተ ወሲኑን፡ ሚዛናዊ ዝኾነ ክውንነታዊ ጠመተ ዓጢቑ ኣሎ ማለት እዩ።

ርጉጽ'ዩ፡ ጸገም ኣብ ዘዘወጠረና እዋን፡ ዘዘሓለንናዮ ክንጥንጥኖ ኣለና ክበሃል ኣይከኣልን እዩ። ክንጽዕትን ክንጽዕርን እዩ ዝግብኣና። ግን ከኣ፡ ዓለም ሓያል እያ። ዓለም ባሕሪ እያ፡ ማዕበል ዝመልኣ ባሕሪ። ኣብኣ ኴንና ቀለብና ዝኾነና ዓሳ ክሳብ ንገፍፍ ክንጽዕር ኣለና። ከምቲ ንትምኖ ክሳብ ንረኽቦ፡ ንዓለም ክንሕምብሳን ክንቃለሳን ኣለና። ምዃን ምስ ዝኣበየና ግን፡ ንዓለም ንኽንመስልን ምስኣ ንኽንሰማማዕን ንኡብሲና ከለመዓራሪ ጥራይ እዩ ዘለና'ምበር፡ ብስምዒት ጥራይ ተነፊሕና ክንገዓዝ ኣይግባእን። እዚ ማለት ከኣ፡ ኣብቲ ባሕሪ ዓሳ ምስ ዝሰኣን፡ ጨው ሒዝና ንኽንወጽእ ክንፍትን ይግባእ እምበር፡ ግድን ዓሳ ክኸውን ኣለዎ ኢልና፡ ደኺምና ክሳብ እንጥሕል ክንጸብ የብልናን ማለት እዩ። ዓለም ከምቲ ዝደለናዮ ምምሳል እንተ ኣበየትና፡ ንዓዓ መሲልና ንኽንከይድ ኢና ጻዕሪ ክንገብር ዘለና። ንሱ እዩ እቲ ቅኑዕ ኣማራጺ!!!

ክውንነታዊ ጠመተ ዝሓዘ ሰብ/መንእሰይ፡ ንዓለም ከም ዘላቶ ይጥምታ፡ ከም ዘላቶ ይመዝና፡ ከምቲ ዝብህጎ ንኽትከኖሉ ይጽዕር፡ ምስ ዘይኮነሉ ከኣ ንዓዓ መሲሉ'ዩ ዝገዓዝ። ዓለም ናብቲ ዝደለዮ ንኽቕይራ ክብል፡ ምስ ከውሒ ኣይረጻምን እዩ። ምስበር ንዝኣበዮ ከውሒ ክሰብር ክብል፡ ግዜኡን እእምሮኡን ኣየባኽንን እዩ።

ክውንነታዊ ጠመተ ዝሓዘ ሰብ/መንእሰይ፡ ክውንነታዊ ሚዛን ስለ ዘውንን፡ እታ ሒዙዋ ዘሎ ሚዛን ዘቢላ እንክላ፡ ብስምዒት ጥራይ ተወጢሩን ተደሪኹን፡ ዕቑኡ ክሳብ ዝገዝዝ ኣይገዓዝን እዩ። ክውንነታዊ ጠመተ ዝውንን ሰብ እዩ፡ ቅሱንን ርግኡን ሂወት ክመርሕ ዝኽእል። ክውንነታዊ ጠመተ፡ ሓደ ካብ'ቶም ኣገዩም ተፈተውቲን ተበሃግቲን ጠመተ እዩ።

8. ***ወሁድ ጠመተ፦***

እዚኣ ከኣ፡ ናይ ዝተበታተኑ ፍጻሜታትን ኣጋጣሚታትን ጽማቖ ርድኢት ምፍጣር ማለት እያ።

ኣብነት፦ ሓደ ተመሃራይ፡ ሓሙሽተ ዓይነት ትምህርቲ ይምሃር። ኣብ ገሊኦን ልዑል፡ ኣብ ገሊኦን ማእከላይ፡ ኣብ ገሊኦን ትሑት ነጥቢ የዋህልል። ነዚ ተመሃራይ'ዚ ንመዝኖ፡ ቡቲ ልዑል ነጥቡ ኣይኮነን፡ ቡቲ ማእከላይ ነጥቡ ኣይኮነን፡ ዋላ ቡቲ ትሑት ነጥቡ ኣይኮነን። ቡቲ ገምጋማዊ ነጥቡ፡ ንኹሉ ደሚርካን መቒልካን ብዝመጽእ ነጥቡ ኢና እንገምግሞ።

ብዓልቲ ቤተይ፡ ብሓደ ወገና፡ ቐልጢፋ እትኹራ፡ ዕላል ኩተዕልል ዘይትኽእል፡ እንዳ መሓዙታ ምምሳይ እትፈቱ፡ ቐሩብ ህውኽ ዝበለት. . . ቡቲ ኻልእ ወገና ከኣ፡ ምቕልልቲ፡ ንደቃ ብጽቡቕ እትኸናኸን፡ ጋሻ ብጽቡቕ እትቕበል፡ ኣጠፋፍኣ ገንዘብ እትመልኽ፡ ንዓይን ንስድራይን እተኽብር . . . እንተ ኴይናትኒ፡ በዮናይ እየ ክመዝናን ክፈርዳን ዘለኒ?? ቡቲ ኮራዱ ጠባያ፡ ኩተዕልል ዘይምኽኣላን ምህዋኻን ዶ ወይስ ብምቕሉልነታ፡ ጽቡቕ ምኽንኻን ደቃ፡ ኣኽብሮት ጋሻኣ፡ ውሕሉሉ ኣካይዳ ቍጠባኣን ንዓይን ንስድራይን ብእተርእዮ ኣኽብሮትን... በዮናይ...

ንወዲ-ሰብ ምፍላጥ፡ ምምዛንን ምፍራድን፡ ቀሊል ስራሕ ኣይኮነን። ኣብ ፖለቲካ መጺኣካ'ውን፡ ንሓንቲ ሃገር ምፍላጥ፡ ምምዛንን ምፍራድን፡ ካብኡ ንላዕሊ ዝኸበደ እዩ። ሰብ/መንእሰይ፡ ሓደ ዓይነት ባህሪ ጥራይ ዝውንን ፍጡር ኣይኮነን። ሰብ፡ ካብ ብዙሕ ውህላል ባህሪያት ዝቆመ ፍጡር እዩ። ሰብ/መንእሰይ፡ ሕልኽልኽ ዝበለ ፍጥረት እዩ። ስለዚ ከኣ፡ ብሓደ ክልተ ባህሪያቱ

ክምዝንን ክፍረድን ኣይግባእን። ብኣዝዩ ውሕሉሉን ጥንቁቕን ሚዛን ክምዝንን ብኣዝዩ ውሕልሉን ጥንቁቕን ዳኛ ክፍረድን ኣለዎ። ክምዝንን ክፍረድን እንከሎ ከኣ፡ ቡቲ ጸጸቡቑ ወይ ቡቲ ጉጉዩ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ብገምጋማዊ ኩነታቱ'ዩ ክምዝንን ክፍረድን ዘለዎ። ውሁድ ብዘኾነ ገምጋም!!

ውሁድ ጠመተ ዘንጸባርቕ ሰብ/መንእሰይ፡ ኣረኣእያኡን ገምጋሙን ሰፊሕን ዓሚቝን ብምዃኑ፡ ዕላሉ ይኹን ኣካይዳኡ ተፈታዊ እዩ። ውሁድ ጠመተ ዝሓዘለ ሰብ፡ ግድን እኳ እንተ ዘይተባህለስ፡ ዓቓል ጠመተ እዩ ዘማዕብል። ስለዚ ከኣ፡ እዛ ኣጣምታ እዚኣ፡ ሓንቲ ካብተን ኣዝየን ተበሃግቲ ባህርያት ኂል-ሰብ፡ ወዲ-ሰብ እያ።

9. **ትስፉው ጠመተ፦**

ዘኘነፈ እንተ ኣኘነፈ፡ ዝመጸ ፈተና እንተ መጸ፡ ብትስፉው መንፈስ ናይ ምምራሽ ጠመተ፡ ትስፉው ጠመተ ተባሂሉ ይስመ።

ኣብነት፦ መንእሰያት እዮም። ቃልኪዳን ክኣስሩ እንከለው፡ "እዚ ዝምርዓዎ ዘለኹ፡እዛ ዝምርዓዋ ዘለኹ፡ ትጥዐ ትሕመም፡ ትርአ ትዕወር፡ ትስማዕ ትጽመም፡ ህድእቲ ትኹን ህውኽቲ፡ ኣብ ራህዋኣን ጸበባኣን፡ ኣብ ሓጎሳን መከራኣን፡ ኩሉ ግዜ ንኸይጠልማ ማሕላ ወይ መብጽዓ እኣቱ ኣለኹ" ኢሉ'ዩ ዝምርዓዋ። ትጽቢቱን ሃንቀውታኡን ከኣ፡ እዚ ፈተነዚ ንኸይመጽእ እዩ። ኣጋጣሚ ኮይኑ ግን፡ መርዓቱ ብጽኑዕ ሓመመት። በብቕሩብ ከኣ ዓራት ሓዘት። ምእላይ ደቁ ናብኡ ወደቐ። ሓዳር ገዛ ምምሕራ'ውን ከምኡ ናብኡ ወደቐ። ሓንቲ መዓልቲ ራህዋ እንርእየላ መዓልቲ ክትመጽእ እያ እናበለ፡ ንሰበይቱን ደቁን እናጸናንዐ፡ ብዙሕ ጸገም ከይተሰከፈ፡ ብእንጽርጽሮት በ/ቤቱ ከይሰልከየ፡ ድሕሪ ሓሙሽተ ዓመት ጥዕና ብ/ቤቱ እናተመሓየሸ መጸ። ኣብ ሻድሻይ ዓመት ድማ፡ ጥዕናኣ ምሉእ ብምሉእ ተመልሰ። ቡቲ ሰብኣያ ዘርኣያን ዝገበረላን ዝነበረ ዘይሕለል ኣተሓሕዛ ከኣ፡ ብ/ቤቱ፡ ኩሉ ጻዕራ ንዑኡ ንምምሳስ ጥራይ ክቕንዕ ጀመረ.

. . . .

ንኸምዚ ዝመሰለ ኣካይዳ እዩ ከኣ፡ እቲ ህቡብ ስነጥበባዊ ነፍ/ኣብርሃም ኣፍወርቂ፡ "ክሳብ ዝኾነለይ፡ ክሳብ ዝሰምረለይ፡ ክሳብ ዝሓልፈለይ፡ ኣይ ጽን ቀቕን ዓቕለይ፡ ትስፉው'ዩ ጠመተይ፡ ኣይውዳእን ዓቕለይ፡ ኣይሕለልን'የ ሰ ማይ ይግበረለይ" ክብል ገጢሙ ዘዜመሉ።

ትስፉው ጠመተ ምሓዝ ማለት፡ ዘጋጠመካ ፈተና፡ ኩሉሳዕ መውዳእታኡ ጸቡቕዩ ንምባል ኣይኮነን። ትስፉው ጠመተ ዝውንን ሰብ፡ ዘጋጠሞ ኩነታት መውዳእታኡ ጸቡቕ ክኸውን ይኽእል፡ ዘይክኸውን'ውን ይኽእል። ትስፉው ጠመተ ምሓዝ ማለት፡ ዘኘነፈ እንተ ኣኘነፈ ዘይምስልካይ ማለት እዩ። መንፈስካ ዘይምውዳቕ፡ ሞራልካ ዘይምድኻም ማለት እዩ። ልዕሊ ኩሉ ከኣ፡ ንኣእምሮኻ ዘይምህዋኽን ዘይምርባሽን ማለት እዩ።

ትስፉው ጠመተ ዝውንን ሰብ/መንእሰይ፡ ተስፉ ምቕራጽ ዝበሃል ነገር ኣይሰምዖን እዩ ወይ ክስምዖ ንዚጅምር ተስፉ ምውዳቕ ይሰግሮ እዩ። ኣካይዳኡ፡ ክምብል በለ'ምበር ኣይተኻዕወን ዝዓይነቱ ብምዃኑ ከኣ፡ ብዕንቅፋት ኣይሰነፍን እዩ፡ ብበደሆታት ኣይደሃልን እዩ። ኣብ መውዳእታኡ ከኣ፡ ዋላኳ ኣካይዳኡ ኣካይዳ ጎብየ እንተ ኾነ፡ ውትሩ ንቕድሚት ገጹ'ዩ ዝምርሽ!!!

10. **ሃናጺ ጠመተ፦**

ዓለም፡ ምስ ፍጻሜኣን ሰጣን ቡቲ ቅኑዕን ማዕባሊን መንገዲ ጥራይ ንኽትጎዓዙ ናይ ምሕላንን ናይ ምጽዓርን ዝንባለ ማለት እዩ።

ኣብነት፦ ኣብርሃምን ኢብራሂምን ዝበሃሉ ኣዕሩኽ ይቀያየሙ። ክልቲኦም ፈተውቲይ እዮም፡ ከም ዝተቐያየሙ ግን ኣይፈለጥኩን። ንኣብርሃም እረኽቦ'ሞ፡ ንኢብራሂም ምስ ኣልዓልኩሉ፡ ንኹሉቲ ቡዲሉኒ ዝብሎ ድሕሪ ምዝርዛር፡ ሕማቕ ባህርያቱ ጥራይ ብምጥቃስ ኣካፍኣ ኣበሎ። ጽን ኢለ እሰምዖ፡ ርእይቶይ ኣይሃብኩዎን።

ድሕሪ መዓልታት፡ ንኢብራሂም ዓርከይ እረኽቦ። ጸቡቕ እናዕለልና፡ ንኣብርሃም ዝጠቕስ ዕላል የልዕለለይ። ነዛ ኣጋጣሚ እዚኣ ተጠቒመ፡ ንኽሉቲ ኣብርሃምን ኢብራሂምን ዝነበሮም ፍቕሪን ምርድዳእን ኣዘኻኺረ፡ ኣብ ሞንጎኦም ንዝተፈጥረ ምቅይያም ከህድእን ንዝነበሮም ፍቕሪ ከምልስን እንተ ፈቲነ፡ ሃናጺ ጠመተ ወኒነ ኣለኹ ማለት እዩ።

ብኣንጻሩ፡ ኣብርሃም ንበይነይ ረኺቡ ብዛዕባ ኢብራሂም ንዘበለኒ እናጠቓቐስኩ ንኢብራሂም ኣዕሊለ፡ ኣብ ሞንጎኦም ንዝተፈጥረ ግዜኣዊ ጸገም ከም ዝኸፍር እንተ ገይረ፡ ኣፍራሲ ጠመተ ወኒነ ኣለኹ ማለት እዩ። ሃናጺ ጠመተ ዘይምውናን፡ ኣብ ፖለቲካ'ውን ይንጸባረቕ እዩ። ኣብነት ምሃብ ኣገዳሲ'ኳ እንተ ዘይኮነ፡ ኣብ ሞንጎ ሃገራት ነገር ንምስዋርን ንምጉህሃርን፡ ማለንን ንዋተንን ዘዋፍራሓያለይ ናይ እዋንና ሓያላት-ሃገራት እውን ኣለዋ!!!

ሃናጺ ጠመተ ዝውንን ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሒ-ሃገር፡ ኑቲ ሕማቕ፡ ኑቲ ክፉእ፡ ኑቲ ጸገም ንምእላዩን ብጸቡቕ ንምትካኡን ዝፍትን ሰብ/መንእሰይ እዩ። ኣፍራሲ ጠመተ ዝውንን ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሒ-ሃገር፡ ኑቲ ሕማቕ፡ ኑቲ ክፉእ፡ ኑቲ ጸገም ዘጋድድ እዩ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ኑቲ ዘሎ ጸቡቕ ሃዋህው'ውን ዘበላሹ ኣረዳድኣን ኣጣምታን ዝዓብለሎ ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሒ ሃገር እዩ።

ሰብ፡ ብሃናጺ ጠመተ ዶ ወይስ ብኣፍራሲ ጠመተ፡ በየናይ እዩ ክኸዓዝ ዝድረኽ? ኢልና እንተ ድኣ ሓቲትና፡ ናይ ምርጫ ሕቶ እዩ ዝብል መልሲ ኢና ንረክብ። ኣብ ቅድሚ'ቲ ሰብ፡ ክልተ ምርጫ ደው ኢሉ ኣሎ፡ ሃናጺን ኣፍራሲን ጠመተ። እቲ ዘሕዝን ከኣ፡ ብዙሓት ሰባትን ብዙሓት መራሕቲ-ሃገራትን፡ ኑቲ ሃናጺ ጠመተ ገዲፎም ንኣፍራሲ ጠመተ ክመርጹ ምዕዛብ እዩ!!

ኣፍራሲ ጠመተ፡ ኣብ ሞንጎ ሰባት/መንእሰያት ኣብ ዝግበር ምዝማድ ጥራይ ኣይኮነን ዝርአ። ኣፍራሲ ጠመተ፡ ብስም ሃይማኖት፡ ብስም ብሄር፡ ብስም ዶብ፡ ብስም ሃገር፡ ብስም ዴሞክራሲ እናተመኽነየን እናተጎልበበን፡ ኣብ ሞንጎ ሃይማኖታት፡ ብሄራት፡ ሃገራት ናይ ጽልኢን ቅርሕንቲን ሃዋህው እውን ይፍጥር እዩ። እቲ ዘገርምን ዘሕዝንን ከኣ፡ ኣፍራሲ ጠመተ ዝውንኑ ሰባት ካብቶም ሃናጺ ጠመተ ዝውንኑ ሰባት ዝበዝሑን፡ ኣፍራሲ ጠመተኦም ምኽኑይ ንምግባሩ ዝጽዕሩን ምዃኖም እዩ።

ሃናጺ ጠመተ ዝውንን ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሒ ሃገር፡ ልክዕ ከምቲ ካብ ዘዩለ ተበጊሱ፡ ንድፊ ናይ ሓንቲ ህንጻ ኣዳልዩ፡ ኣዚያ ደስ እተብል ቤት ዝሃንጽ መሃንድስ እዩ ዝምሰል። ሃናጺ ጠመተ ዝውንን ሰብ/መንእሰይ ወይ መራሕ ሃገር፡ ብሰናይ ሓሳብ፡ ብፈቃር ኣጣምታ፡ ብሓላዪ መንፈስ ዝተመልአ ብምዃኑ፡ ውትሩ፡ ዕግበት ዝበሃል ነገር ምስ ተሰምዖ እዩ። ሃናጺ ጠመተ፡ ሓደ ካብቶም ኣዝዮም ተበሃግቲ ባህሪ ደቂ-ሰብን ናይ ምርጫ ሕቶን ብምዃኑ፡ ክስዓብን ክውሳንን ዘለዎ ክቡር ጠመተእዩ።

ክቡርቲ/ክቡር ኣንባቢ፡ ዕረፍቲ ብምውሳድ፡ ብዛዕባ'ዘን ዝሓለፋ ዝንቡዓትን ሃነጽቲን ኣጣምታ'ሞ ንገለ ካልኢታት ሕሰቢ/ ሕሰብ። እዘን ዝሓለፋ ኣጣምታ ክሳብ ክንደይ ንሂወትና ጸለውቲ ምዃነን ክበርሃልኪ/ ክበርሃልካ እዩ። ካብዘን ዝምቡዓት ኣጣምታ ብኽልተ ሰለስተ ዝተለኽፍና ሰባት፡ ሂወትና ክሳብ ክንደይ ክዘረግ ከም ዝኽእል ብሩህ እዩ። ሂወትና ጥራይ ኣይኮነን ግን ዝዝረግ፡ ሂወት መቕርብና'ውን ንዝርግ ኢና። ክንዲ ዝኾነ ከኣ፡ ነዘን ጠመተታ'ዚኣን ብዕምቈት ተረዲእኪ/ተረዲእካ፡ ኣካይዳኽን ሂወትክን ንኽትመዓራርዩ፡ ኣካይዳኻን ሂወትካን ንኽትመዓራሪ፡ ክትጥቀሙለን ይግባእ!!!

ተፈጸመ

***

# ኣስተብህሉ

# ናይ ብሓቂ መንእሰይ እንተ፟ኾንካ!

*ኤርምያስ ሰሎሞን*

መንእሰይ ኢ፟ኻ ነዚ ጽሑፍ ተንብቦ ዘለ፟ኻ ዝብል ግምት ወሲድና ኣለና፡ “New York” ዝተጻሕፎ ቆብዕ ጌርካ ም፟ኻድ ከም ቅቡል ስለ እትወስዶ። ንስ፟ኻ ኮነ እቲ ዝርእየካ ብዙሕ ኣይግረምን፡ “ኣቐ፞ርደት። ከረን። መንደፈራ። ወይ ደቀምሓረ...” ዝብል ቆብዕ ጌርካ ክትከይድከ ናይ ብሓቂ ትብዓት ኣሎካዶ? ደሓን ብዘይቃልዓለም ንዛረብ፡ ንገብር’ወ! እንታይ ጸገም ኣለዎ! ኣይ ከተማታት ሃገርና እንድየን! ዝብል “ውርዙይ” ሰብ ኣይሰኣንን ይ፟ኸውን፡ እንተ፟ኾነ። እዚ ኹሉ ኣብ ኣብ እተፈላለየ ኣጋጣሚታት ዝስራሕ ቆብዕ። ሽማግለታት እንተዘይኮይኖም መንእሰያት ስም ሃገሮም ወይ ጭርሖ ሃገሮም ዝገልጽ ጽሑፍ። እንትርፎ ኣብታ ሽዓ ኣጋጣሚ ካልእ እዋን ኣብ ርእሶም ክገብርዋ ኣይረኣዩን፡ (ፍጹም ዝገብሩ የለዉን ማለትና ኣይኮነን፡)

USA: CANADA ዝብል መንዲል ወይ ባንዴራ ናይተን ሃገራት ኣብ ርእሰን ሰቒለን ዝኸዳ ደቀንስትዮ ውሑዳት ዘይምዃነን ክንሰማማዕ ተስፋ እገብር፡ ባንዴራ ሃገረን ግና ምናልባት ኣብ በዓል ናጽነትን ፍሉይ ኣጋጣምን እምበር ካልእ እዋንሲ እንድዒ! ንባንዴራና ኣዝዩና ስለ እነ፟ኽብራ ኣብ ዝ፟ኾነ ተራ እዋን ኣይነመራስሓን ኢና ዝብል ምጉት እንተ መጺኡ፣ እሞ ድማ “ልባዊ” እንተ፟ኾይኑ ኣይጽላእን እዩ፡ ግና ሓቂ ይግበሮ!

ኮታ ንመንነትና ዝገልጽ ቋንቋታት ሃገርና ድማ እተጻሕፎ ክዳን ክንለብስ “ትብዓት” ኣለና ድዩ? እዚ ደኣ ኣየናይ ዓቢ ጉዳይ ኮይኑ እዩ እሞ ብ “ትብዓት” ዝግለጽ ኣይንበል፡ ብፍላይ ኣብ መንእሰያት ናይ ብሓቂ ትብዓት ዝሓትት ጉዳይ እዩ፡ ስእሊ ቱፓክ ወይ ፊፍቲ ሰንት ዘለዎ ጃኬት ወይ ማልያ ኣሸሓት ከፊልና ኢና ንዕድጎ፡ ስእሊ ቆርጫጭ። ስእሊ ወዲ ሸኽ። ስእሊ ሄለን መለስ ዘለዎ ጃኬት እንተዝስራሕከ ሻማ-ሻማ ኢልናዶ ምዓደግናዮ? ወይ’ውን ንዕኡ ዓዲግና ኣብ ከተማ ሸናዕ ክንብል ትብዓት ኣለናዶ?

እዚ ኣርእስቲ ኣየናይ ዓቢ ጉዳይ ኮይኑ እዩ እሞ ማዕረ ክንድኡ ዘተሓሳስበና? ክንብል ን፟ኽእል ኢና፡ እንተ፟ኾነ። ፈቲና ጸሊእና ኣብ ውሽጡ ዓቢ ምስጢር ኣሎ፡ ሕቶ ብመንነትካ ምኹራዕ ወይ ምሽቑራር!

ዕላልና ቡቲ ተራ ነገር ዝመስል ግና ኸኣ ቀሊል ትርጉም ዘይብሉ ነገራት ጀሚርናዮ ኣለና፡

ብመንነትካ ምኹራዕ። ስም ሃገርካ እምብዛ ስለ ዝደጋገምካ ኣይኮነን ሓቅነት ዝለብስ፡ ውሽጥ፟ኻን ደገ፟ኻን ተዓሪቑም። እቲ ሰብ ዝገብሮ ወይ’ውን ሰብ ክትገብሮ ዝደልየካ ዘይኮነ። እቲ ናይ ብሓቂ ንስ፟ኻ ትኣምነሉ ነገር ክትገብር እንተ ጀሚርካ ኢ፟ኻ። “ናይ ብሓቂ ናይ መንነት ትብዓት ኣሎኪ!” ኢልካ ኣፍካ መሊእካ ክትዛረብ ት፟ኽእል፡

“ኣነ ናይ ትግርኛ ልብ-ወለድ ኣይፈቱን እየ! ናይ እንግሊዝኛ ፊክሽን እየ ዘንብብ” ዝብል ሰብ። “ብትግርኛ ሰሓቢ ስራሕ ኣይቀርብን ኣሎ” ዝብል መርትዖ እንተ ኣምጺኡ ቅቡል እዩ፡ ኣብ ምርጫኡ ኣቲ፟ኻ ዝግበር የለን፡ “እንድዒ! ብኑብሰይ ናይ ትግርኛ ጽሑፍ ኣየንብብን’የ፡ ኩልና እቶም ‘ግሩፕ’ እንግሊዝኛ ጥራይ ኢና ነንብብ” እንተ ኢሉካ ግና እንታይ ትብሎ፡ ብትግርኛ (ብሓፈሻ ብዝ፟ኾነ ቋንቋ ኣይደኣም) ምሉእ ሓሳባት ክጽሕፉ ዘይክእሉ ሰባት ኣይደኣም ትቕጽሮም፡

ብቋንቋ ኣደ፟ኻ ዝጸሓፍካዮ ደብዳበ ዋላ ኣይብላዕ ኣይስተ ይ፟ኹን። ሰብ ምስ ዘንብቦ ቡቲ ቋንቋ ዘይትግደስ ኮይኑ ስለ ዝስምዖ ጥራይ ብዙሕ ኣየቃልበልካን እዩ፡ እንግሊዝኛ ክትጽሕፍ እንተ ፈቲንካ። እሞ ድማ ናይ ሰዋስው ንእሽቶ ጌጋ እንተ ጌርካ ግና ኣይጻወረካን እዩ፣ ንዝ፟ኾነ ሰብ ይዕለለልካ” ከም ደንቆሮ ድማ ትቕጸር፡

ቋንቋ ባዕዲ ምምላ፟ኽ ከም ምዕባለ ይሕሰብ፣ ቋንቋ፟ኻ ኣጸቢ፟ቕካ ምምላ፟ኽን ብቛንቋ፟ኻ ምሕላ፟ቕን ግና ከም ኣ፟ኽራርነት ይሕሰብ፡

ኣቱም መንእሰያት። ተራ ዕላል ኣይኮንናን ነዕልል ዘለና፡ እስከ ኣንብስና ንፈትሽ ኢና ንብል ዘለና፡ ባህልና ነድን፟ቕ፣ ብመንነትና ን፟ኹራዕ ክንብል ከለና። ንናይ ደገ ባህሊ ወይ ጽልዋ ፎኡ! ንበሎ ኣይኮንናን ንብል ዘለና፡ ግናሲ ብዋጋና ብዋጋ መንነትና ኣይ፟ኹን ኢና ንብል ዘለና፡ ብእኡ ኢና ኸኣ ነዚ ጉዳይ ብ ‘ትብዓት’ ክንገልጾ ንፍትን ዘለና፡

ንመንነት ዝምልከት ሓደ ሓቂ ኣሎ፡ ንሕና ንነብስና ከመይ ኢና ንርእያ ፈጺሙ ኣየገድስን እዩ፣ ነብስና ካልኦት ከመይ ይርእዩዋ እውን ፍጹም ዘሕምም ኣይኮነን፡ ንነብስና ብድላይና ዓይኒ ንጠምታ። ንሳስ ልክዕ ከምታ ዘላታ እያ፡ ናይ ባዕላ መንነት ኣሎዋ! ብቐሊሉ ዘይሕከ፟ኽን ውጽኢት ብዙሕ መስርሓት ዝ፟ኾነን ምስሊ ድማ ኣሎዋ፡ ንጻዕዳ ክትመስል ስለ ዝደለ፟ኻ። ጻዕዳ ኣየ፟ኽብረካን እዩ፡ ጸሊም ኣይኮንኩን ኢልካ ስለ ዝጨራሕካ’ውን እቲ ከማ፟ኻ ጸሊም ኣጻዕድዩ ክጥምተካ ኣይ፟ኽእልን እዩ፡ ብሓጺሩ ን፟ኻልእ ክትመስል ምፍታን። ወይ’ውን ካብ መንነትካ ብምሕካል ዘይግብኣካ ክብሪ ክትረክብ ምድላይ እንትርፎ ኣብ ዘይውዳእ ሓሸውየን ጭንቀትን ናብ ዘብጽሓካ ነገር የብሉን፡ ምኽንያቱ። ፍቶ-ጽላእ። ንስ፟ኻ። ንስ፟ኻ ኢ፟ኻ!!!!!

***

ብመንነትካ እምብዛ ምኹራዕ ወይ መን ከማይ ምባል! ንባዕሉ ሕማምዩ፡ እቶም ብቐሊሉ ዝጸልዉና ዘለዉ ወገናት’ውን ከምኡ ስለ ዝ፟ኾኑ ኢና ንወ፟ቕሶም ዘሎና፡ እቲ ሓሳብ ክተሓዋወሰና የብሉን፡ ብመንነትካ ምኹራዕ ክብሃል ከሎ። ኣነ! ኢልካ። ምጭዳር ወይ ምጭራሕ ማለት ዘይኮነ። ምስ ውሽጥ፟ኻ ተዓሪ፟ቕካ። ናይ ብሓቂ ንእንታይነትካ ዝገልጸን ንውሽጥ፟ኻ ቀጻልነት ዘለዎ ርግኣት ዝፈጥርን ተግባር ምፍጻም እዩ፡ እምበር ካብ ለውጢ ተሓሪምካ። “ካልእ ሰብ ከይቀርበኒ” ኢልካ ኣብ በዓቲ ተሓቢእካ ምንባር ማለት ኣይኮነን፡

***

እዚ ኹሉ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ኣብነታት መንነትና ኣብ ምፍታሽ እንተ ሓገዘና ኢልና ኢና ነዕልለሉ ዘለና፡ ምኽንያቱ። ድሮ ኣብ ብዙሕ መዳያት ሂወትና። ያታውን ዘመናውን ኢልና ክንፈላለ. ጀሚርና ኢና፡ "ያታዊ" ከም ቅርሲ ክዕቀብ ዝግብኦ። "ዘመናዊ" ኸኣ ክሰዓብ ዝግብኦ ጌርና እንርድኦ ሰባት ክንህሉ ንኽእል ኢና፡ ንሕናኸ ያታውያን ሰባት ዲና ወይሲ ዘመናውያን? ሳምኮ ፍርቂ ጎድና ኣይትሰብሕን እያ፡

ምዕባለ ወይ ዘመናውነት ብኣእምሮ ዝብጻሕ ደረጃ እምበር። ብልብሲ ወይ 'መልሓስካ ዓጺፍካ' ብምዝራብ ኣይኮነን ዝርከብ፡ ለባም ሓታቲ ኸኣ። "ኣብ ውሽጥኻ እንታይ ኣሎካ? ብኣእምሮኻኸ እንታይ ኣብርኺትካ?" ኢሉ እዩ ዝሓተካ፡ እቶም ደገኻ ርእዮም ወይ ቀብጠርጠርካ ኣታሊልዎም። ከማኻ ወይ ንኣኻ ክመስሉ ዝደልዩ ሰባት ግና "ጽባሕ የራኽበና" ኢኻ ትብሎም፡ "ኣበይ ኢኹምሞ ክትበጽሑ! ዘይ ኣብታ ዘለኹም ኢኹም ክትጸንሑ! ኣይግበሮ እምበር ንድሕሪት ድማ ትርግሑ!" እዩ እቲ መልሲ፡

ሽግር መብዛሕትአን "ዘይማዕበላ" ሃገራት እዚ እዩ፡ ዘመናዊ መሳርሒታትን ቴክኒካዊ ክእለታትን ስለ ዝመለኽካ ወይ ስለ ዝበሃግካ ጥራይ "ምዕቡል" ሰብ ክትከውን ኣይትኽእልን ኢኻ፡ ምኽንያቱ። ምዕባለ። መንነት እዩ፡ ምዕባለ። ካልእ ሰብ ምዃን ማለት ዘይኮነ። ብሉጽ ሰብ ምዃን ማለት እዩ፡ ብሉጽ ምዃን ከኣ ባዕልኻ ንኣብነትኻ እተጠምቓ። ወይ ካልኦት ዝምጥወልካ ዘይኮነስ። ሕብረተሰብካ ጽቡቕ ለውጢ ስለ ዘምጽኣካሉ ዝህበካ ኒሻን እዩ፡

***

እቶም እተፈላለዩ ሓያል መሳርሒታትን መገድታትን ዘውንኑ ሓያላን እምበኣር። ኣብዚ ጉዳያት እዮም ኣብ ኣእምሮና ሕንፍሽፍሽ ዘእትዉ፡ ኮነ ኢሎም ዕላማታቶም ንምትግባር ደዮም ከምኡ ዝገብሩ ወይሲ ናትና ድኻም እዩ ከምኡ ዘምስሎ ዘሎ ምስ ኑብስና ወይ ምስ ካልኦት ንካትዓሉ፡ በዚ ኸይኑ በቲ ግና ኣሉታዊ ሃሲያኡ እናወሰኸ ይኸይድ ስለ ዘሎ ኣብ ግምት ክኣትዎ ጽቡቕ እዩ፡

ከም ሓቂ ግና። ነዚ ኹሉ ጉዳያት እንተ ነቒሕናሉ። ንሳቶም ወሃብቲ ንሕና ድማ ተቐበልቲ ኣይኮንናን እንኸውን፡ እንታይ ደኣ... ጽቡቕን ሕማቕን ዝፈሊ ኣእምሮ ስለ ዝተዓደልና። ኑቲ ጽቡቕ ነገር ኣብ ክንዲ ካብኦም እንጽበዮ ባዕልና ኢና ክንፍትሾ፡ ምኽንያቱ። ንሳቶም ይኸውሉዎ ኣይከውሉዎ ብዘየገድስ እዛ ምድሪ ማእለያ ዘይብሉ ጽቡቕ ነገር እያ ሓቒፋ ዘላ፡ ኣብ ከምዚ ደረጃ ዝበጽሐ ኣእምሮ ድማ'ዩ ኣብዛ ዓለም 'ናተይ' ዝብሎ ሓያል መንነት ከጥሪ ዝኽእል፡ እምበር ምስ ዝመጸ ውሕጅ ዝኸይድ ሰብ ናብ ድሌቱ ኣይኮነን ዝኸይድ፡ እቲ ምንታይ። ኣብ ውሕጅ እንተ ኣቲኻ ንስኻ ዘይኮንካ እቲ ውሕጅ እዩ ኣዛዚ፡ ኣብ ርጉእ ውቅያኖስ እንተ ኣቲኻ ግና ስፍሓቱ ብዘየገድስ ብሶላኻን ጀልባኻን ናብ ባህታኻ የብጽሓካ እዩ፡

ዕላልና ብቐንዱ ኣብ ልባዊ ኵርዓት ብመንነት ዘተኮረ እዩ፡ እቲ ጉዳይ ብዛዕባ ኣብ ባህሊ ምኽራርን ዘይምኽራርን ኣይኮነን፡ እቲ ጉዳይ ንተግባራትካ ብርግኣትን ብምልኣት ልብን ትፍጽሞ ዲኻ ዝብል እዩ፡ ምኽንያቱ። ንግሆ ምድሪ። እዛ ክዳን ባህ ኢላትኒ (ካብ ውሽጥኻ ዝመንጨወ ባህታ) ኢልካ ምኽዳንን። "ደቂ ስራሐይ። ኣዕሩኽተይ... ነዛ ክዳን ከመይ ይርእዩዋ ይኾኑ?" ኢልካ ብሸቐራራ ምብጋስን ሓደ ኣይኮነን፡ ንሳቶም ባህ እንተ ኢሳቶም ንስኻ ትሕጎስ፣ ንዓኣቶም እንተዘይኣሐጒሳቶም ግና ተሸቑርራካ ትውዕል እንተ'ኼንካ ፈቲኻ ጸሊእካ ጸገም ኣሎካ፡

- ንኣኻ ባህ ዝበለካ ዕላል ደኣ ኣምጽእ እምበር፣ ንሰባት ከሐጕስ ይኽእል ይኸውን'ዩ ኢልካ ዕላላት ክትምእርር ትውዕል እንተ'ኼንካ... እንታይ ገደሰካ? ብሓጺሩ ትኑብር ኣይኮንካን ዘለኻ!

- ንኣኻ ባህ ዝበለካ መጽሓፍ ደኣ ኣንብብ እምበር። ምስ ሰብ መሐወሲ ክኾነካ ኢልካ ጽሑፋት ምሽምዳድ ይትረፈካ... እንታይ እዩ እሞ ክዕብሰልካ!

- ምስ ዘኽብረካን እተኽብሮን ሰብ ደኣ'ምበር። ምስ ከይንዕቀካ ኢልካ እትሕልዎ ሰብ ምኻድ ፋይዳኡ እንታይ'ዩ

- ንዓኻ ዘገድሰካ ናይ ብሓቂ ድማ ውሽጣዊ ዕግበት ዝህበካን ትርጉም ዘለዎን ፍልጠት ደኣ ክትምእርር ውዓል እምበር። "ምስዚ ግዜ ይኸይድ'ዩ፣ ኣየሕፍረንን ድማ'ዩ!" እትብሎ ፍልጠት ክትገፋግፍ ምውዓልከ ምስ ምንታይ ይጽብጸብ?



## ካብርና

# “ኣነ ሶፍትዌር ናይ ገዛና እየ”
## ሰለሙን ጳውሎስ

ግርማይ ዮሃንስ

**• እንቋዕ ብደሓን መጻእኪ'ሞ መጀመርታ**

- እንቋዕ ብደሓን ጸናሕካ።

**• ኣብ ቋንቋ ልዑል ግዳስ ከም ዘለካን ሓያል ቋንቋታት ከም ትመልከን ሰሚዐየ ኩተዕልልኒ ዓዲመኪ። ብሌላ ምስ ኑብስኺ ክንጀምር ምደለኹ።**

- ጸገም የለን! ሰለሙን ጳውሎስየ ዝበሃል። ብ1992 ኣብ ኣስመራ ተወሊደ - ድሕሪ ናጽነት ማለትዩ።

**• ንህጻን ሰለሙን ከመይ ትዝክርዮ?**

-ህጻን ሰለሙን ኣዝዩ ቆላቢ፡ መስተውዓሊ'ትን ውዕይትን ከም ዝነበረትየ ዝዝክራ። እዚ ክብለካ ከለኹ ግን፡ ዋዒኣ ካብ ገዛኣን ገዛውታን ዝሓልፍ ኣይነበረን። ኣብ ትምህርታ ግን ሰቕ ካብ ምባላ ዝተሳዓለ፡ ካብ ናብ ሰብ ናብ ማርሞ ትቐርብ ነይራ ክብለካ እደፍር። (ካብ'ቲ ሰቡት ዝብሉኒየ ዝብለካ ዘለኹ)

**• ምልከት ቋንቋኣ ኣብይዩ ዝጀምር?**

- ኣብ ገዛ

**• ከመይ?**

- ኣብ ገዛና ትግረ ከም ቋንቋ ኣደ እናተጠቐምኩሉየ ዓብየ። ዓረብ ከኣ ኣብ ገዛውትና ካብ ሱዳን ዝመጹ ጐረባብቲ ስለዝነበሩ ምስኦም ክጻወት ከለኹ መሊኸዮ። ትግርኛ ግን ኣብ ኣስመራ ብሰፈሩ ዝዘውተር ስለዝኾነ ጸገም ኣይነበርን። እቲ ኻልእ ቋንቋታት ግን ኣብ ቤት ትምህርቲየ ተኺታቲለዮ።

**• ቀጽሊ**

- ክበርመካ፡ ጓል ክልተ ዓመትን ፈረቓን (ሰለስተ ከይመኣእኩ) እየ ኣብ ቤት ትምህርቲ ‘ኣሊያንስ ፍራንስ’ ተመዝጊበ ክመሃር ጀሚረ።

**• ዋእ! ክልተ ሰለስተ ዓመትኪ ግና ከይዓኾኽኪ ማለትዩ።**

- ኣብ ሕጂ ኮይነ ክሓስቦ ከለኹ፡ ዋላ ንዓይዩ ዝገርመኒ። ከይደ ግን። ተመዝጊበ። ጀሚረ ኸኣ።

**• ከመይሞ ነይሩ?**

- ከም ገለ

**• ማለትኪ…**

- ኣቐዲመ ነጊረካየ። እዝስይን መልሓሲይን ቃላት ትግረ'ዮም ለሚዶም። ኩሉ ሰብ ትግረ ዝዛረብ ኮይኑዩ ዝስመዓኒ ነይሩ። ካብ ፓላሶ ገዛና ምስ ማማ ታሕቲ ወሪደ ቆልዑት ገዛውቲ ክዛረቡ ሰሚዐዮም። ‘ታይ ይብሉ ከም ዘለዉ ገሪሙኒ። ንማማ ‘ታይ ይብሉ ከም ዝነበሩ ሓቲተያ። “ትግርኛ ይዛረቡ ኣለዉ” ኢላትኒ። በቲ እንተብልኩ ኸኣ ዓረብ ጸኒሑኒ። ተቓለሰ መቸም። ኣየሸገራንን ከኣ ዱሓን ይእተዋ።



ናይዚኣን ከይኣክል ግን ከምዚ ዝበልኩኻ ናብ ትምህርቲ እንተኸደኩ ዘየለ ዓይነት ዘይተጸበኩዎ “ፈረንሳይኛ” ትብሃል ቋንቋ ጸኒሓትኒ።

**• ‘ታይ ዱኣ'ሞ ገበርኪያ?**

- ገጢመያ! መዋእለ ህጻናትዩ ነይሩ። ሰለስተ ዓመት ከኣ ኣብኡ ጸኒሐ።

**• እተን ሰለስተ ዓመት'ሞ ከመይ ሓሊፈን?**

- ጽቡቕ ነይረን። ምስ ቋንቋ ፈረንሳ ኸኣ ጽቡቕ ተፋሊጥና።

**• ድሕሪኡ ናበይ ኣቢልኪ?**

- ናብ ቤት ትምህርቲ ጥልያንየ ሰጊረ።

**• ቃልሲ ኣብዚሕኪ**

- ይገርመካዩ። ወረ ናይ ብሓቂየ ተሸጊረ። ምኽንያቱ ኣብ ውሽጢ እቶም ገለ ዓመታት ዝተማህሩ ህጻናትየ ኣትየ። ኣብ ውሽጦም ተዋሒጠ። ግና ኣይተጋኖሽኩን። ኣይሓመቕኩን። ሓደ ዓመት ምስ ተመሃርኩ መባእታ ሰጊረ።

**• ኩሉ ዓይነት ትምህርቲ ብቛንቋ ጥልያንዩ ክኸውን?**

- ቢቃ! ተመሃሮ ኸኣ ኩሎም ንፉዓት። ስለዚ ኣነውን ማዕረኦም ክስጉም ኣይጸገመንን።

**• ቋንቋ ፈረንሳኸባ ከመይ ኩሉት?**

- ኣብ ሳንዱቕ ድያ ኣብ ባኮ ተዓሺጋ ቢቃ! ግዜኣ ክሳብ ዝመጽኣላ ማለትዩ። ናይ መባእታ ማለት፣ ናይ ህጻን ሰለሙት ነዕል ስለዘለናምባር፣ እታ ዝበልኩኻ ባኮ በላ ዋላ ሳንዱቕ ተኸፊታስ ድሒሩ ግዜኣ መጺኡላዩ።

**• ናይ መባእታ ትምህርቲን ናይ'ቲ ዕድመ'ቲ ሰለሙትንሞ ከመይ ነይሮም?**

- ናይ መባእታ ሰለሙት ኣብ ትምህርቲ ትኩርቲ ነይራ - ግን ካኣ ስቅ በሃሊት። መምህራና ዘይተጸበይዎ ሱብ ማለት ኣብ ንጥፈታት ክሳስ (class activity) ብዙሕ ዘይተሳተፈት ሱብ ኣብ ነጥቢ ጸብለል ኢላ ምስ ረኣይዋ "መን'ያ እዛ ቖልዓ?" ኢሎም። ቀዳማይ ክፍሊ ብሽምዚ ተሰጊሩ።

ካብ ካልኣይ ክፍሊ ግን መምህራንይ ኩተኩሩለይ ጀሚሮም። ስቕ ምባለይ ኣይተቐበልምን። "ንፍዕቲ ስለዝኾነት ክትንቀሳቐስ ኣለዋ" ዝብል ሓሳብ ሒዞም ኣብ ኩሉ ንጥፈታት ክሳትፉኒን ክመርጹኒን ጀሚሮም። ብጽቡቕ ካኣ እዋጽኦ ነይረ። መምህር ሓቲቱስ ኢደይ ዊጥ ኣቢለ ክምልስ ዘይሕሰብየ። "ንዓይ ኣይኩኻን" ዝብል ሓሳብ ይሕዝኒ ነይሩ። "እሰኺ!" ኣዘይተባሂለ "ኣቤት!" ኣይብልንየ።

**• ስለምንታይ?**

- ክሳብ ሕጂ ኣይርድኣንን - እንድዒዩ መልሰይ። ብዝኾነ ግን ሰለሙት ንመባእታን ናይ መባእታ ግዜኣን ብጽቡቕ ሰጊራቶ። ሓደ ጸገም ግን ነይሩ ድቃስ ዝኸልኣ።

**• እንታይ ጸገሙ? እሞ ኻኣ ከይደቀስካ ዘሕደር?**

- ነጥብና "A" "B" እናተባህለ ዝምዝገበልና። "ኦቲሞ፣ ዲስቲንቶ" ካኣ ይበሃል። ኩሉ ግዜ "A" ማለት "ኦቲሞ" እናወሰድኩሰ ብልጫ ተዋሂበ ኣይፈልጥን።

**• እንታይ ተረኺቡ?**

- ኣይነበረን ቢቃ! "ንፉዕ፣ ብራቮ፣ ቀጽል፣ ኣጆኻ..." ዝበሉ ቃላት ጥራይዮም ስልማትካ። ቆልዑ ንዘወተይን መጻወተይን ሽልማቶም ሒዞም ገዚኦም ክኣትዉ፣ ክሕጎሱን (ስድርኦምን ማለትዩ) ኣነ ከም ገለ እስመዓኒ ነይሩ።

**• ማእከላይ ደረጃ (middle school)ከ?**

- ናብ 'ሚድ ስኩል' መስገሪ ኣብ ዝተገብረ ፈተና "A ኦቲሞ" ረኺበየ ሰጊረ። ትምህርቲ ተጀሚሩ። ኣብ መንጎ ኻኣ ሓደ ዘይተጸበኽዎ ተፈጢሩ።

**• 'ታይ ዝኾነ? ከመይ ዝበለ?**

- ብልጫ ዘይምውሳደይኮ ናይ ብሓቂዩ ዝስመዓኒ ነይሩ። ወለደይ "እዚ ኹሉ ዓመታት እናኸፈሉ ኣመሓሊሶምኒስ ሓንቲ መዓልቲ ብልጫ ወሲደ ከየርኣኽዎም ከየሐጎስክዎምን?" እናበልኩ ናይ ብሓቂየ ዝሓዝን ነይረ።

ኣብ ማእከላይ ደረጃ ምስ ኣተኹ፣ ዳይረክተር ናብ ክፍልና ብምምጻእ "መን'ያ ሰለሙት?" ብምባል ዓቒቡ ሓቲቱና። ብዘይ ንሱ ሓፋርየ ኢለካ ኣለኹ። እዚ ተወሲኽዎ ብፍርሒ "እንታይ ኢሉኒ ዳኣዩ?" ኢለ ተዳሂለ ስቕ! ከመይ ገይረ ኢደይ ዊጥ ኩብል። የእዳወይ ፈጥፈጥ ኢሉ ክሖጥር ደልዩ። ርሃጽ ተሓጺበ። ብበል ኣይትበል መቸም ኣነየ ኢለዮ ጌጋይን ፍርደይ ቀልጢፉ ክሰግረኒ እናተጸበኹ። ተረኣኻስ "ብራቫ! ቀዳመይቲ ስለዝወጻኪ ክትስለሚ ኢኺ" ኣይብለንን።

**• 'ታይ ዳኣ በልኪ?**

- ጭድድ ፍንጭሕ ኢለስ ንጠራ ንጠራ መጺኡኒ ቢቃ። ድሕሪኡ ብልጫን ሽልማትን ተደጋጊሙ። ምስ'ቲ ስልማት ናይ ፍርቂ ዓመት ክፍሊት ይምለሰልካዩ። ድሕሪኡ ዳኣ ግደፎ ቢቃ...!

**• ኢሂሞ ድሕሪኡ?**

- ማለት'ሲ ኣይነኣስኩን።

**• ንድሕሪት ክመልሰኪ። ኣብ መባእታ ሓገዝ ዘድልዮ ተመሃራይ የለን። ከመይ ትገብሪ ኔርኪ? ወለድኺ ጥልያን ይኽእሉ ዲዮም?**

- ዘረባባ ኣምጺእኪ! ክንደይዩ ተሰጊሩ። ገዛና ጥልያን ኣይክእሉንዮም። "መን ከረዳኣኒዩ?" እብል ነይረ። ደሓር ግን ሓደ ብልሓት ንጥቀም ኔርና።

**• እንታይ ዝዓይነቱ?**

- ኣብቲት ንባባ ነቲ ጥልያን ናብ ትግረ እትርጉመሉ፣ ንሱ ድማ ብትግረ የረዳኣኒ፣ ሽዑ ተመሊሰ ናብ ጥልያን እቕይሮ ነይረ።

**• ግርም! በሊ ናብ ካልኣይ ደረጃ ንመለስ።**

- ሕራይ ግርም! ካልኣይ ደረጃ ክሰግር ከለኹ'ውን ምስ ብልጫይየ ሰጊረ። ካብ መምሃራንይ ካብ ርእይቶ ተጻሒፉለይ።

**• እንታይ ዝበል?**

- ቋንቋ እንተተማህረት ጽቡቕ መድመዕት ዝብል ርእይቶ። ኣነውን ደጊፈዮ። ባቦና ጳውሎስ ግን 'ጆሜትሪ' እንተትመሃሪ ምሓሸ ዝብል ርእይቶ ነይርዎ።

**• ሕጂ ግናይ! እሞኸ ዳኣ?**

- ዋእ! ብዙሕ ሓሲበ። "እዚ ኹሉ ዓመታት ኣምሂሩኒ። እዚ ኹሉ ንብር ናይ ምሳሕን ናይ ዕረፍትን ግዜ ከይረኸበ ኣመሓሊሱኒ። ምኽንያቱ ሰዓት ሓደ ኢና ንፍደስ። ንሱ ኻኣ ፋዱስዩ ካብ ስርሑ ኣፍደስ። ሕጅስ ሓዲግዩ ነይሩ ንዕኡ። ስለዝስ ንኽብሩ ገለ ክገብር ደልየ። ግን ካኣ ምስ ውሽጠይ ምርድዳእ ስኢነ። ዳሓር ግን ከረድኦ ወሲነ። ተረዳዲእና ኸኣ።

**• ጉዕዞ ትምህርቲ ቋንቋኸሞ ከመይ ነይሩ?**

- ጽቡቕ! ኣቢታ ናይ መጀመርታ ዓመት ሓንቲ ሓዳስ ቋንቋ ክንመሃር ነይሩና፣ እታ ክሳስ ኣብ ክልተ ክትምቀል ማለትዩ። ሓንቲ ጉጅለ ፈንሳይኛ እታ ሓንቲ ጉጅለ ኸኣ ዓረብኛ፣ ብዘይካ ኣብ ክልቲኣን ካልእ ሓደ ኢና ንመሃር ማለትዩ...

**• እንታይ ደኣ መረጽኪ?**

- ፈንሳይኛ። ምኽንያት ሓቲቶምኒ ንሳቶምውን። ቋንቋ ዓረብ ከም ዝኽእል ነጊረዮም። ምስ'ታ ኣብ መዋእለ ህጻናት ዝተፈለኹዋ ፈረንሳይኛ ኻኣ ኣብዚ ተራኺብና።

**• ከመይ ጸኒሓትኪ? ከመይ ከ ተቐቢላትኪ?**

- ሕሉፍ ምሕዝነትና ኣሐዲስናዮ። ጽቡቕ ካኣ ተረዳዲእና። ኣብ ዓሰራይ'ውን ስፓኒሽ ተወሲኻ። ብሓፈሻ ኩሉ ጽቡቕ ነይሩ። ብዙዕባ ብልጫ እንተኾይኑ፣ ኣብ መጀመሪታ ተሰኡ ቆረጸ ... ምኽንያቱ ኩላትና ንፉዓት ኢና ተኣኪብና ... ኩሉ ንጥፈቶም ርእየ ኸኣ "ሰለሙት ሓፍተይ ንኽትነፍዒ ዳኣ ተማውቲምባር፣ ሽልማትስ ክምዝይናትኪ ረኣይዮ ኢሊዮ"... (ስሓቕ)

**• ተቐቢላትኪ ደሞ?**

- ህልኽምባር ገጢማ። ተማዊታ ድማ ... ሕጂ'ውን ተሸሊማ። እቲ ጉዕዞ ድማ ከምኡ ቀጺሉ።

**• ካልኣይ ደረጃ ከመይ ተዛዚሙ?**

- ናይ ብሓቂ ጽቡቕ።

**• ኣብ ናይ ቤት ትምህርቲ ጥልያን ጸኒሓትኪ፣ ዝለዓለ ነጥብኺ ክንደይ ነይሩ?**

- ልዕሊ 9። ኣብዚ ከስሕቐካ 'ታይ ገይረ 'መስለካ?... ነጥብና ኣብ ቦርድ እዩ ተጠቂዑ። ተማሃሮየም ካኣ ከምኡ ክምዝምጻኹ ነገሮምኒ። ከይደ ምስረኣኹዎ ዝጠርኩዎ ተትርኢ ምገረመካ። ምንጣረይ ሽዑ ወዲኣዮዮ። ሕጂ ዘንጥር 'ተዝርከብ ካበይ ክመጽእ! (ስሓቕ)

**• ፔፐር ከ ከመይ ነይሩ?**

- ኣብ ምዝዛም ትምህርቲ፣ ኣብ መወዳእታ



ናይ ካልኣይ ደረጃ 'ፔፐር' ተቐርብ ኢኻ። "ጽባቐ ንስለ ጽባቐ" ዝብል ኣርእስቲ'የ መሪጸ ነይረ። እታ እትፍትሖና ኮሚሽን ዳርጋ ኩላ ካብ ደገ ብዝመጹ ጸዓዱ'ያ ቆይማ ነይራ። ስለዚ ኣብ ርእሲ'ቶም ክትንክፎም ዝበረኺ ዓለምለኻውያን ኣርእስትታት ኤርትራውነት ከልብሶ ብምባል ድማየ ሰሪሐያ።

ኮይኑ ኸኣ ብቐብኣ "እናተቐንዘወት ትቑነን ሰበይቲ" (ንስለ ጽባቐ ዝጽወር ቃንዛ ማለትዩ) ጀሚረ 'ብኩቡሐ ስእልታተይ' እትብል ደርፊ ናይ ወዲ ትኳቦን ጽባቐ ሕብረ ብዘራራትና ዝገልጹ ኣሳእልን ዛዚመያ።

ብኣኩዳድናይን ቁኖይንውን ኤርትራዊ ነይረ። "ዝራት" ተቐኒነ (ዳርጋ ኩለን ብሓራት ዝጥቀማሉ ጀብጀብ ዝመስል ቁኖ) ሉዌት ተኸዲነ ምስ ኣተኹዎም ተደኒቆምየም። ብዝሾኻ ኣብ ቅድሚኦም ቀረብ ፔፐረይ ኣቕሪበ። ተዓዊተ ድማ።

**• ቋንቋ ፈረንሳ ትምህሪ ምኽንኪ ሰሚዐሞ... ብኸመይ ኣቲኽዮ?**

- እወ ሓቅኻ። ኣኺኺ ትምህርተይ ኣብ 2008 ኣብዚ ሕጂ ዝምህረሉ ዘለኹ ቤት ትምህርቲ ቋንቋ ፈረንሳ 'ኣሊያንስ ፍራንሰዝ' እመሃር ነይረየ። ድሕሪ ካብ ሳዋ ምምላሰይ ኑተን ዝበራኒ ክሳብት ምስውዳእኩ ኣብ መጀመርታ 2012 ከም መምህር ኮይነ ክሰርሕ ጀሚረ።

**• መምህር ክትኮኒ ምስ ተበሃልኪ እንታይ በልኪ?**

- መጀመርታ ሓቂ 'ሓይሽ ፈሪሀ... ድሕሪኡ ቁሩብ ዘትረፍኩወን ምንጣር ነይረን፣ ብሓገዝ ሽዑ ነጢረየን (ሰሓቕ)

**• ንኸንደይ ኢኺ ትምህሪ?**

- ዝተፈላለየ ክሳስ። ቀዳሞት ዝመሃርኩዎም ተመሃሮ ሕጂ ሓምሻይ በጺሖም ኣለዉ።

**• እታ ሓፋርን ፈራሕን ሰለሙት ግን ሕጂ ኣብ ቅድሚት ወጺኣ ከመይ ትገብር ኣላ?**

- ይገርመካ'ዩ! እቲ ቀደም ዝሓፈርኩዎ ሕጂ ይፈልስ ከይህሉ'የ ዝብል። ኣብ ክላስ ክምህር ከለኹ ፈጺመ ኣብ ካልእ ዓለም ዘለኹ ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ። ንረብሓ ናይ ተማሃሮይ ክብል ብመደብ ዝገብሮዩ... ምኽንያቱ ኣሰልቻዊ ከይከውን። ንኣብነት ሰዋስው ክምህሮም ከለኹ "ሰለሙት ሳዕሲዓ" ክብል ከለኹ ብመደብየ ዝስዕስዕ። 'ፉኒ' ክገብሮየ ዝጽዕር።

**• ትመልከዮም ቋንቋታት በሊ ስርዕልና**

- ትግረ፣ ትግርኛ፣ ዓረብ፣ እንግሊዝ፣ ጥልያን፣ ፈረንሳ፣ ሲፓኒሽ

**• ቋንቋ ክፈልጥ ወይ ክመልኽ ንዝደሊ እንታይ ትመኽርዮ?**

- ዕላምኡን ሽቶኡን ኣነጺሩ ክጽዕር።

**• ገለ ካብ ሜላ ቐምባር ክትነግርና**

- ማለትሲ መጀመርታ ተበግሶ ክትወስድ ኣሎካ። ድሌት ክህልወካ ኣለዎ። ብኡ መሰረት ከኣ ንሓንሳልካ ክትቃንዖ ኣሎካ። ቀጻሊ ልምምድ ክትገብር ኣሎካ። ሕፍረትን ከይጋገ ዝብል ስክፍታን ከኣ ክተወግድ ኣሎካ። እዚኣን እተን መሰረታውያን እየን እየ ዝብል ኣነ ብወገነይ።

**• ኣብ መጻኢ ዝጠመትክየን ቋንቋታት ኣለዋዶ?**

- ሕጂ ቻይና እመሃር ኣለኹ - ከይተሸግረኒ ደኣምበር። ዳችን (ጀርመን) ፓርቱጌዝን ከኣ ጠሚተየን ኣለኹ። ናይ ብዘራትኖውን ብተገዳስነት ጠሚተየን ኣለኹ። ሕልመይ ኣብ ቋንቋታት ደረት የብሉን...

**• ብዙሐ ቋንቋታት ምፍላጥ ሓደ ምስቲ ኻልእ ኣይተሓዋወሰክንዶ? ማለት ምድንጋራት ኣይፈጥረልንክዶ?**

- ፍጹም ኣይተሓዋወሰንንዩ።

**• ኣቦኺ ጋዜጠኛ (ጳውሎስ ኒታባይ) ኣዴኺ ደራፊት (ዛህራ ዓሊ) ኣይጸለዉኽን?**

- ጋዜጠኝነት ዋላ ሕጂ እብህገዮ። ደራፊት ግን ካብ ሕልምታተይ ኣይኮነትን። ብፍሉይ ግን መዚቃ ኣስተማቕር እየ።

**• ብዛዕባ መጻኢ መደብትኪ'ኸ?**

- ትምህርተይ ምቕጻል እቲ ቀዳማይ ዝሰርዖ መደብ እዩ። 'ኢንተርናሽናል ሪሌሽንስን 'ሊንጉስቲክስን ክመሃርየ ዝደሊ። ቡቲ ይኹን በቲ ድማ ዶክተር ሰለሙት ክበሃል ኣለኒ። እዚ ክብል ከለኹ ግን ቋንቋ ኣኺ ኣኹ ክስጉም እዩ።

ኣነ ሶፍትዌር ናይ ጉዙናየ። ወለዶይ ሶፍትዌርየም ሰሪሖም። ከመይ ተድምዕ ክራኡ ድማ ኣብ ኮምፒዩተር (ዓለም) የእትውዋ ኣለዉ። ሕጂ ኣብ ፍላሽ ወይ ኣብ ንእሽተይ ኮምፕዩተር ትፍተን ኣላ ዶ ንበላ? (ሰሓቕ) ጉዕዞኣ ግን ብሕጂ እንዲዩ ... እዛ "ሰለሙት" ትብሃል ሶፍትዌር እዚኣ ኪንዮ ወለዳን ሰራሕታን ንዛገር ትኽውን ይግበራ።

**• ኣሜን ሰለሙት! የቐንየለይ ከኣ ስለቲ ምቁር ዕላልኪ!**



## ሞያን መንእሰይን

# ትምህርትን ለውጥን

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

- “ኣንታ’ዚ ህይወት ሎሚ’ሲ ቀጨውጨው ኮይኑ፥ ሰልቺዩና ቢቃ! እዚ ምስልቻው ኣብ በይነይ ዲዩ ዋላ …፧” ቀዳማይ መንእሰይ።

- “ኢሂ! እንታይ ሓድሽ ዘሰልቹ ነገር ተረኺበ?” ካልኣይ መንእሰይ።

- “ሓድሽ ነገር ዘይምህላዉ እንድዩ ደኣ ኣሰልቻዊ ዝገብሮ። ንግሆ ካብ ዓራትካ ተንሲእካ፥ ሓድሽ ትርኢት ክትርኢ ወይ ካብ’ቲ ናይ ቅድሚኡ መዓልቲ ዝተፈልየ ስራሕ ክትሰርሕ ክትውዕል ትደሊ’ሞ…” ቀዳማይ መንእሰይ።

- “ሓድሽ ነገር’ሞ፥ ባዕሉ ይመጽእ’ዶ ኢልካዮ? ሎሚ መዓልቲ ካብ’ቲ ናይ ትማሊ ዝተፈልየ ስራሕ ወይ ኣሰራርሓ ክትሰርሕ እንተ’ኼንካ’ኮ ቅድመ ኩሉ ኣለዎ። ወይ፥ እቲ ናይ ትማሊ ዕማም ወዲእካዮ ክትሓድር ኣሎካ። ወይ ካኣ፥ ካብ’ቲ ናይ ትማሊ ኣሰራርሓ’ኻ ተማሂርካ ካልእ ዓይነት ዝማዕበለ ነገር ክትገብር ኣሎካ፧” ካልኣይ መንእሰይ።

- “ብፍልጠት ደረጃ’ሞ ኩሉ ተማራሚርካ ትብጽሖ፥ ትገማጥሎ ኢ.ኻ። ኣብ ባይታ ግን ኣይከምኡን፧” ቀዳማይ መንእሰይ።

- “ንዓይ ከምዝመስለኒ ግን ሓድሽ ዝተማሃርካዮ ነገር እንተዝህሉ፥ ሓድሽ ዓይነት ስጉምቲ ምገበርካ፥ እቲ ለውጢ ከኣ ከም ውጽኢቱ ይንጸባረቕ። “ሰብ’ሲ ውጽኢት ናይ ኣብ ኣእምሮኡ ዘሎ ውህላል ሓሳባት እዩ፧” ይብልዎ እዮም።” ካልኣይ መንእሰይ።

ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ሓይሊ ንምንጽብራቕ ዝተላዕለ ኣርእስቲ እዩ። ኩሉ እቲ ንኸኖን ዘጋጥመናን ነገራት፥ ውጽኢት ናይ ሓሳባትናን ፍልጠትናን ምኳኑ ንምድህሳስ ዝዓለመ። ኣብ ህይወትና ብውልቂ ይኹን ብእኩብ ለውጢን ፍረን ንኽንርኢ፥ ቅድም እቲ ንደልዮ ነገር ኣብ ኣእምሮና ክበስል ከምዝለዎ ንምዝኽኻር። ምኽንያቱ ብዛዕባ ዘይንፈልጦ ነገር ክንሓልም ኣይንኽእልን ኢና። ዘይሓለምናዮ ከኣ ኣብ ባይታ ኣይንተግብሮን።

ሓደ መዓልቲ፥ ብዛዕባ ትግባረ ሓደ ስራሕ (ፕሮጀክት)) ዝተኣከብና ሰባት፥ በብጉጅለ ተመቓቒልና ንላዘበሉ ኣብ ዝነበርና እዋን፥ ዝረኸብክዋ ሓሳብ’ያ። ነብሲ ወከፍ ሰብ፥ ብዛዕባ፥ ጸገማት ዝበሎም፥ መፍትሒ ኢሉ ዝሓሰቦም ፍጻሜታት፥ ክኸውን ኢሉ ዝምኽሮ ነገራት፥ በብዝመስሎ ይዛረብ ነበረ። ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኮይኑ ክምላእ ዝነበሮ ቅጥዒ (ፎርም) ስለዝነበረ፥ እቲ ናይ ሰባት ሓሳባት ኣብ’ቲ ፎርም ክሰፍር ነይርዎ። እቶም ንሰርሕ ኢና፥ ንስራሕናን ውጽኢቱን ንፈልጦ ኢና ንብል ሰባት፥ በቲ ቅጥዒ መሰረት ክንከይድ ኣይከኣልናን። ነቲ ሕቶታት ንምምላስ ዕጥይጥይ ኮይኑ። ብዝርዝር ዝተጸንዐ ክፍታሕ ዘለዎ ግድል፥ ዝውሰዱ ስጉምቲታት፥ ዝጸበዮም ዝልክዑ ውጽኢታት ዘቕርብ ሰብ ተሳኢኑ። ኩሉ ነገርና፥ ግምታዊ፥ ትምቢያዊ፥ ዘይስነፍልጠታዊ ምኳኑ በሪሁልና። ውጽኢትና ከኣ ዘይፍሉጥ።

ትምህርቲ ዝበልዎ ነገር ነዚ ክፈትሕ ዝመጸ ኢዩ። ጉዳያትካ ፈላሊኻ ንኽትርኢ ዝሕግዝ መስርሕ። ክትሓስብ ወይ ክትሰርሕ ከሎኻ፥ ካበየናይ ዓውደ-ፍልጠት፥ ካበየናይ ምዕራፍ፥ ኣየናይ ውጽኢት፥ በየናይ ዓንቀጽ መሰረት ትኸይድ ከምዘለኻ ዘጽረልካ ቡሶላ። መኣዝንካ ከይትስሕትን፥ ከንቱ ሃለኽለኽ ከይተብዝሕን ዝሕልወካ መንገዲ። ምኽንያቱ ኣብ ስርዓተ ትምህርቲ ዝሰፍር ነገር፥ ሰባት ንሓያለ ዓመታት ካብ ዝፈጸምዎ ፍጻሜታት፥ እቲ ጠጥዑዩ ዝበሃል ተጸሚቑ እዩ። ኣቐዲሞም ዝተፈጸሙ ጌጋታት ካብ ምድጋም ከድሕን ዝመጸ፥ ቀዳሞት ወለድና ዘይረኸብዎ ጸጋ ኢዩ።

ገለ ሰባት ንስኡ-ጥበብ ዝዓበየ ቦታ ክሁብዎ ኣስተውዒለ ኣለኹ። ምናልባት ስኡ-ጥበብ ሕልሚ ንምሕላም ጡብላሕታታት ይፈጥር ይኸውን። እቶም ንስራሕ ዘልዩ መሓውራት ግን ዘቕውም ኣይመስለንን። ኣገባብ ትግባረ ዘነጽር ኣይመስለንን። እቶም ጨናፍር ናይቲ ገረብ ሓደ ብሓደ ፈላልዩ ዘቕምጦም ኣይመስለንን። ኩሎም ጨናፍር ምስተኣከቡ ዝፈጥርዎ ጽባቐ ግን ከጉልሕ ይኽእል ይኸውን። ስለ’ዚ ስኡ-ጥበብ ብዘይ ስነፍልጠታዊ መንገዲ፥ ከምዚ ናብ ሓደ ዓዲ መገሻ ዘልዓልካ’ሞ መንገዱ ግን ዘይትፈልጦ መሲሉ ኢዩ ዝረኣየኒ።

ቅድሚ ገለ እዋናት ኣብ ዝወጸ ጽሑፍ ናይዚ ዓምዲ’ዚ፥ “ትምህርቲ መሳርሒ’ዩ፧” ዝብል ትሕዝቶ ወጺኡ ነይሩ። እወ፥ ትምህርቲ ናይ ለውጢ መሳርሒ። ለውጢ ኣብ ህይወት ብስራሕ ዝመጽእ እኳ እንተኾነ፥ ነቲ ስራሕ ምሉእ ኣፍልጦ ሃልዩካ ክትሰርሖ ከለኻ ግን ነባሪን ኣዕጋቢን ለውጢ ክትርኢ ትኽእል። ነዚ ንኽትገብር ከኣ፥ ትምህርቲ ትመሃር፥ ማለት ናይ ለውጢ መሳርሒ ትዓጥቕ፥ ንትምህርትኻ መዓልታዊ ተሐድሶን ተኸልዮን፥ ብድሕሪኡ ኣሰራርሓኻ ባዕሉ እናተመሓየሸ ክኸይድ ኢዩ። ሽዑኡ ኣብ ውጽኢትካ ለውጢ ትጽበ።

ጉዳይ ትምህርቲን ፍልጠትን ኣብ ውልቀ ሰብ ተሓጺሩ ዝተርፍ ነገር ኣይኮነን። እቲ ደረጃ እናዓበየን እናማዕበለን ኣብ ዝኸደሉ፥ እቲ እወንታዊ ለውጢ ከኣ ንውልቅኻ ካብ ምዕጋብ ሓሊፉ፥ ናብ ስድራቤት፥ ኮም፥ ሕብረተሰብ ብምሉኡ ሃናጺ ኣበርክቶ ይኸውን። ንዘርኢ ደቂ ሰባት ብሓፈሻ ዝጠቕምን ዘሐጉስን ፍረ ዘፍረዩ’ውን መዓስ ውሑዳት ኮይኖም።

ጽልዋ ትምህርቲ ኣብ ጉዕዞ ሕብረተ-ሰባት ንምርዳእ ብዙሕ ሽንኮለል ዘልዮ ኣይኮነን። ርሑቕ ምኻድ’ውን

ኣየድልዮን'ዩ። ናብ ኑብስናን ሕብረተሰብናን ምርኣይ እኹል እዩ። ኣቐዲሞም፡ ቱርካውያንን ግብጻውያንን ነዚ መሬት ዓድና ይገዝእዎ ኔሮም። እቲ ሕብረተሰብ ስሩዕ ትምህርቲ ዝበሃል ስለዘይነበሮ ፍልጠቱ ድሩት ኔሩ። ንመግዛእቲ ዘርእዮ ተቓውሞ ከኣ ብኣኡ መጠን ድሩት። ደሓር ጣልያን ምስመጹ፡ ካብ ራብዓይ ክፍሊ ዘይሓልፍ ደረጃ ትምህርቲ ንደቀባት ኣፍቂዶም። ትምህርቲ መሳርሒ ብምኳኑ፡ ኑቲ መግዛእታዊ ስራሓቶም ከሳልጡሉ ብምባል ኢዮም ዝኾኑ። እታ ደረጃ ትምህርቲ ካብ ራብዓይ ክፍሊ ንላዕሊ ክትሓልፍ ግን ኣይደለዩዋን። ምኽንያቱ ትምህርቲ ናይ ለውጢ ሓይሊ ምኳኑ ስለዝፈልጡ።

እቶም ካብ ምጽሓፍን ምንባብን ዘይትሓልፍ ደረጃ ፍልጠት ዝረኸቡ ቀዳሞት ደቀባት ግን ኣይሓመቑን። በተን ዝረኸብወን ውሑዳት ቀለም፡ ልክዕ ከም ላዕለዎት ምሁራን ኣገልጊሎም። ንሕብረተሰቦም ምሂሮም፡ ኣንቂሖም። ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ናይ መግዛእቲ ሕቶ ድማ ንመጀመርታ እዋን ፖለቲካዊ መልክዕ ኣትሒዞሞ። ኣብ እዋን እንግሊዝ ካብኡ ልዕል ዝበለ ደረጃ ትምህርቲ ዝረኸቡ ከኣ፡ ኑቲ ነገር ንኽርድእዎን ንኸማዕብልዎን ኣይተሸገሩን። እቶም ዝደሓሩ ድማ ተማሂሮም ጥራይ ዘይኮኑስ ንነገራት ክማራመሩሉ በቒዖም። ንህይወት ሕብረተሰቦም ምስ ካልኦት ኣነጻጺሮም ክርድእዎን ከማእዝንዎን ስለዝኸኣሉ፡ ዋላ ኣብ'ቲ ዝጸንከረ ሰዓት ከይተጋገዩ ሓሊፎሞ። ብኣኡ ኣቢሉ ከኣ መንገዲ ናጽነት ተረኺቡ። እነሆ ድማ፡ ኣብ ናጽነት ንነብር ኣሎና።

ኣብዚ እዋንዚ ምዕባለ ናይ ዓለም ኣብ ሓጺር እዋናት ብዙሕ ለውጥታት የርኢ። እንተድኣ ኣሎ ኮይኑ፡ ትምህርቲ ዝበሃል ነገር ኣብ ቅድሚት ስለዘሎ ጥራሕ ኢዩ ክኸውን ዝኽእል። ስራሕ ስለዘሎኒስ ናይ ትምህርቲ ነገር ሓንሳብ ይጽነሓለይ ዝበሃል ኣይኮነን። ሰባት ይሰርሑ፡ ካብ ስራሖም ይመሃሩ፡ እቲ ዝተማህርዎ ነገር ኣድማሳዊ ሓቂ ኮይኑ እንተረኺቦሞ ኣብ ስርዓተ ትምህርቲ ይኣቱ። ንብረት ህዝቢ ይኸውን። ብድሕሪኡ ኣብ ኩሎም ሰባት እንተሰሪጹ ከም ባህሊ ንዝተወሰነ እዋን ክቕጽል ይኽእል። እንደገና ካብ'ቲ መስርሕ፡ ሓድሽ ሓቂ ይበርህ። እዚ ሰንሰለት'ዚ፡ ደቂ ሰባት ኣብዛ መሬት ክሳብ ዘለዉ ዝብተኽ ወይ ዘቋርጽ ኣይመስለኒን።

"እዚ ብስሩዕ ዝወሃብ ትምህርቲ ኣብ'ዚ ሰንሰለት'ዚ እንታይ ኢዩ ብልጫኡ?" ኢልና ክንሓትት'ውን ንበርዩ። ምኽንያቱ ካብ ምህሮስ ኣእምሮ ዝበሃል ስለዘሎ። ብዙሓት ካብ'ቶም ነዛ ዓለም ዝጠቕም ኣበርክቶ ዝገበሩ ዓበይቲ ሰባት ትምህርቶም ብዝግባእ ዘየጠናቐቑ ምኻኖም ንምርዳእ፡ ኣስማት ገለ ሰባት እናጠቓቐሱ ዝማጉቱ ሰባት'ውን ኣለዉ። ይውሓድ ይብዛሕ ኩሎም ብኣቢያተ ትምህርቲ ዝሓለፉ ምኻኖም ዝኽሕድ ሰብ ዘሎ ግን ኣይመስለኒን። ብዘይካ ሶቅራጠስ ገጽ መምህር ሪኡ ዘይፈልጥ ወይ ሓሳባት ዓበይቲ ሰባት ዘየንበበ፡ በሊሕን ለዋጢን ሰብ ክንደየናይ ከይህሉ። ኣቀራርባኡ ደኣ ይፈላለ እምበር ኩሉ ትምህርቲ ኢዩ ዝኸውን ዘሎ። እቲ ስሩዕ ዝበሃል ትምህርቲ ግን ሓለፋ ኣለዎ። ጾቡን ዕላማኡን ስለዝፈልጥ።

ኣብ'ዚ ሎሚ ዘሎናዮ እዋን፡ ንምህሮን ንኣእምሮን ምውድዳር ግን ነውሪ። ምኽንያቱ ኣብያተ ትምህርቲ ፈቒድኡ ተዘርጊሑ ስለዘሎ። እቲ ናይ ምህሮ ዕድል ዘይረኸበ ጥራሕ ኢዩ ብዛዕባ ኣእምሮ ክዛረብ ዘለዎ። ጥቕሚ ትምህርቲ ዘይርደኦ ሰብ እንተልዩ፡ ኣእምሮ ኣሎኒ ክብል ዝደፍር'ውን ኣይመስለኒን። ምኽንያቱ ምህሮ ንኣእምሮ ከምዘብልሖን ከምዝጸርብን ኮይኑ ኢዩ ዝስራዕ። ዝኾደለ ነገር እንተሊዩ ኣብ'ቲ ስርዓተ ትምህርቲ ኢዩ ዝዕረ እምበር ንምህሮ ምንዓቕ ኣይኮነን እቲ መልሱ። ስለዚ ምህሮን ኣእምሮን ተማላላእቲ እምበር መወዳድርቲ ኣይኮኑን።

"ምዕቡል ስርዓተ ትምህርቲ ምህናጽ" እቲ ዝሓጸረን ዝቐለለን መንገዲ ለውጢን ምዕባለን ኢዩ። ንኣብነት፡ ዘዝተወልደ ቆልዓ ምስ ዓበየ ፋሉል መታን ከይከውን ሕግን ስርዓትን ተማሂሩ ክዓቢ ንደልዮ። እዚኣን ብግቡእ ክረኽበን እንተኾይኑ፡ ኣብ ገዛ ዓቕሚ ስድራቤታት ዝተፈላለየ ብምኳኑ፡ ኣብ መውዓሊ ህጻናትን መባእታ ቤት ትምህርቲን ኣደልዲሉ ክረኽበን ኣለዎ። እናዓበየ ምስከደ ከኣ፡ ንቐጻሊ ከስፍሑ ዘለዎ መባእታዊ ስነ-ፍልጠትን ኣቃውማ ሕብረተሰብን ይፈልጥ። ዓብዩ ኣብ ዩኒቨርሲቲን ኮሊጅን እንተቐጸለ ከኣ፡ ንኹሉ መዋቕራት ፈላልዩ ይርደኦ። ንኑብሱ ኣብ ሓንቲ መዲቡ ኣፍራዪት ይገብራ። ካብዚ ዝቐልል መንገዲ ምዕባለ እንታይ ክህሉ ይኽእል።

ኣብ ላዕለዎት ትካላት ዝወሃብ ትምህርቲ፡ እቲ ኣብ ቦታ ስራሕ፡ ማለት ሚኒስትሪታትን ትካላትን ክህሉ ዘለዎ ኣፈጻጽማ ስራሕ እዩ። እቲ ተማሃሮ ዝመርጽዎ ዓውደ-ትምህርቲ ርእሱ ዝኸኣለ መዋቕር ናይ መንግስታዊ ስራሓት እዩ። ሓደ ተማሃራይ ብላዕለዋይ ደረጃ ተመሪቑ ክወጽእ ከሎ ከኣ ምሉእ ኣሰራርሓ መንግስቲን መሓውራቱን ተረዲእዎ፡ ኣብ ትሕቲ ሕጊ ንሱ ክኑጥፈሉ ዘለዎ ዓውዲን ኣነጺሩ ተረዲኡ ይወጽእ። ምዕቡላት ዩኒቨርሲታት ወይ ኮለጃት፡ ንሓደ ወዲ 22-25 ዓመት መንእሰይ ማዕረ ወይ ልዕሊ'ቲ፡ "ንስራሕ ብተመኩሮ ፈሊጠዮ ኣለኹ" ዝብል ወዲ 50-55 ዓመት ሰብኣይ ምግባር ኢዩ ስራሖን። ምኽንያቱ እቲ መጻሕፍቲ፡ ጽማቕ ትሕዝቶ ናይ 2000-3000 ዓመታት ምዕባለን ኣሰራርሓን ደቂ ሰባት ዝሓዘ ኢዩ። ነዚ ኢዩ ኣሕጺሩ ዝመሃሮ ዘሎ። እቲ መንእሰይ ከኣ ናይ ምንባብን ምምርማርን ባህሊ ሒዙ ስለዝወጽእ፡ ንስራሕ ክመኩር ካብ ዝኑብር ብቐጥታ ኣብ ኣፍራይነት ይኣቱ። ትምህርቲ ዝብልዎስ ኣንቋዕ ተማህዘ ማዕበለን። እምበር ገሊኦም ሕብረተሰባት ካቡቲ መበገሲኦም ኣይምተናቓነቑን።

ኣብ ዓለም፡ ካብ'ቶም ውልቀ ተማራመርቲ ንላዕሊ፡ ምርምር ደቂ ሰባት ብስሩዕ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ከምዝወሃብ ዝመሃዙ ሊቃውንቲ ዝያዳ ናይ ለውጢ ሓይሊ ከምዝፈጠሩ ርዱእ ይመስለኒ። ዳርጋ ኩሉ እዚ ምህዞታት ደቂ ሰብ ካብ'ቲ ኣቐዲሙ ኣብያተ ትምህርቲ ዝተኸፍተሉ ከባቢታት ዓለም ምምጽኡ ከኣ ናይ ኣጋጣሚ ኣይኮነን። ሳላ ትምህርቲን ምርምርን፡ ኣብዛ ዝሓለፈት 100 ዓመት ዓለም ብዙሕ ነገራት ኣማዕቢላ። ምዕባለ ናብ ኩሉ ከባቢታት ኣስፋሕፊሑ። ደቂ ሰባት ብዛዕባ፡ ሕጊ፡ መሰላቶምን ግቡኣቶምን ዝለዓለ መረዳእታ ኣሕዲሮም። ባርነት፡ ንግስነት፡ ዓሌትነት፡ ኣነነት፡ ምልካዊ ጭቆናታት..ወዘተ እናሃሰሱ ከይዶም። ናጽነት፡ ማዕርነት፡ ፍትሒ፡ መሰል፡ ግቡእ፡ ሕጊ፡ ሓርነት...ወዘተ ብዝብሉ ቃላት ይትክኡ ኣለዉ።

ከም መዛዘሚ ናይዚ ሓጺር ጽሑፍ፡ ነዚ ዝስዕብ ደምዲምና ክንዓጹ ንኽእል ይመስለኒ። ምዕቡል ስርዓተ ትምህርቲ ማለት፡ ምዕቡልን ምሁርን ሕብረተሰብ ማለት'ዩ። ምዕቡል ሕብረተሰብ ማለት ከኣ፡ ግዝኣተ ሕጊ ዘኽብር፡ ንከምኡ ዝኾናኣ ትካላት ዘቖመ፡ ገበናትን በደላትን ዝወሓዱሉ፡ ብዙሓት ተማራመርቲን ኣፍረይቲን ዘለውዎ ዘይወድኞ ቁጠባ፡ ጸላኢኦም ካብ ቦታኡ ከይተበገሰ ከሎ ተማራሚሮም ዝግበር ዝገብሩ ንቑሓት ሓለውቲ ወታሃደራት፡ ዘይተበከለን ንኽትኑብረሉ ባህ ዘብልን ጽሩይን ዝተማሓደረን ኣከባቢ....ወዘተ ማለት ኢዩ። እዚ ከኣ ትምህርቲ ናይ ለውጢ ሓይሊ ምኳኑ ተረዲእና፡ ቅድሚት ምስ ሰራዕናዮን፡ ንትምህርትን ስራሕን ብርድኢት ምስ ኣላገብናዮን እዩ ዝኸውን።

## ንልቦና

# ምስጢር ሓጎስ

ማይኮ (ሃርሞኒ)

ኣይሓለምኩን፣ ኑቲ የዒንተይ ዝርእየ'ውን ኣይክሓድክምን። ብርግጽ እዚ ኣፍደገ ሓጎስ'ዩ። ቡቲ ኣብ'ቲ ተረር ማዕጾ ሓጎስ ዝርከብ ንኣሽቱ ከፉታት የሕሊፉ፣ ኣብ ውሽጢ እቲ ናይ ሓጎስ ቤት ዘሎ ኩነት ክርኢ ሃቂነ። ኑቲ ዝርኣኽዎ ክኣምን ኣይክኣልኩን። የዒንተይ ሓሶየ ዶግማይ ጠመትክዎ። ኣብ ጥርዚ ነዒንተይ ምኽሓድ በጺሐ ኑቲ ዝርኣኽዎ እናተወላወልኩ ኣሚነ። ኣሚነ ግን ቡቲ ኩነት ንውሽጠይ ከኣምን ኣዝዩ ተሸጊረ። ኑቲ ኣብ ውሽጢ እቲ ናይ ሓጎስ ዓለም ዘሎ ንፋስ፣ ኣቁጽልትን ዕንበባታትን ፍሽኽታን መቓልሕ ካዕካዕታን ዳህሲሰን ኣስተማቂረን ምስ'ቲ ሓቂ ክሰማማዕ ከም ዘለኒ ከም ርጉጽ ወሲደዮ።

ኑቲ ዘለኒ ዓቕሚ ርእሰይን ኣካላዊ ጥንካረይን ተጠቒመ ክኸፍቶ ዘይክእል ማዕጾ ኣፍደገ ሓጎስ መፍትሑ ክረኽብ ኣብቲ ከባቢኡ ሃሰወሰው ክብል ፈቲነ። ኣይተሳለይን፣ ኣብ ኩሉ ከባቢ እቲ ማዕጾ መፍትሕ ዝብሃል የለን፣ ቢቃ። ነዛ ኣፍደገ ማዕጾ ክረክብ ዘሕለፍክዎ ግርጭታት ሂወት ክንደይ ክብሃል። እዚ ሓሊፉ ተጎዒዘ ግን መፍትሕ ሓጎስ ክረኽባ ኣይክእልኩን። መፍትሕ ማዕጾ ሓጎስ፣ ኣብ መንገዲ ጉዕዞ ናብ ሓጎስ፣ ጎፍ ዝብለካ ሙኻኑ ብዙሓት የዕልሉኒ ነይሮምዮም። ብድሕሪ'ዚ ግን ኣብቲ ጉዕዞ ናብ ሓጎስ እታ መፍትሕ ጎፍ ምባል ምስኣንክዎ፣ ኩሉ እቲ ንሓጎስ ዝረኸቡን ዘይረኸቡን ብዛዕባ ሓጎስ ኣብ ምስባኽ ውሓለ ምኳኑ ዘስተውዓልኩ ኮይኑ ተሰሚዑኒ።

ብንኡሰይ ከለኹ ዘይምስኣን ሓጎስ ይመስለኒ ነይሩ። እወ ኩሉ ምውናን ሓጎስ ኢዩ፣ ምስ ጎበዝኩ ግን እቲ ዘይምስኣን ገንዘብ ምውናን ምኳኑ ዝተረደኣኩ መሲሉ። ስለዚ'የ ኸኣ ናብ'ታ ኣፍደገ ሓጎስ ንምብጻሕ ዝኣክል ገንዘብ ክኻዕብት ብምሉእ ሓይለይ ዝተለዓልኩ። ግዜ ነዊሕ ምስ ሓለፈ፣ ኑቲ ዘይምስኣን ገንዘብ ክበጽሖ በቂዐ። ዘገላብጥ ገንዘብ ኣኪበ ናብ'ቲ ማዕጾ ናይ ሓጎስ'ውን ክበጽሕ ክኢለ። ኩምራ ገንዘብ ግን ነታ ማዕጾ ሓጎስ ክኸፍታ ኣይክኣለን። ቢቃ፣ ኣብታ ኣፍደገ ዕውንውን ክብል ጀሚረ። ዝዩዳ ካልእ እዋን ከማን ኣብዚ ምውናን ገንዘብ ጸቕጢ ክስምዓኒ ጀሚሩ። እቲ ኹሉ ጉዕዞይ፣ ኮንቱ ጉዕዞ ይመስል። ኣብቲ ኣፍደገ በጺሐ ብዘይ መፍትሕ። ጉዕዞ ናብ ገንዘብ፣ ብዘይ መፍትሕ ናብቲ ናይ ሓጎስ ኣፍደገ የብጽሕ ከይከውን ተጠራጢረ።

ኣብ ጥርዚ ሃብቲ ከምኡ'ውን ኣብ ኣፍደገ ማዕጾ ሓጎስ ኮይነ ብርቱዕ ቃንዛ ውሽጢ ክስምዓኒ ጀሚሩ። እግረይ ብምዕጻፍ ኣብቲ ኣፍደገ ርኹምሽ ኢለ። ዝትኮበሉ ዝጸብ ምርኡይ ለማኒ'የ ዝመስል። ኣብ ጫፍ ሃብቲ ኮይንካ ከምዝልመን ብርግጽ ሽዑ ኣረጋጊጸ። መፍትሕ ሓጎስ ዝቶኽቡለይ ክረክብ ቡቲ ጎደና ኣፍደገ ሓጎስ ዝሓልፉ ሰባት ከቋምት የዒንተይ ክወጻ ቁሩብ'ዩ ተሪፍወን። ኩሎም እቶም ናብ'ዚ ጥርዚ ሃብቲን ኣፍደገ ሓጎስ ዝበጽሑ ሰባት ግዲ መፍትሕ ረኺቦም፣ ናብ'ቲ ናይ ሓጎስ ዓለም ይኣትዉ ኮይኖም፣ ኣብዚ ከባቢ ሰብ ዝብሃል የለን። ዋላ'ውን ይርድኣካ ዝብለካ ።

እንተ ቀደም ኣብ እግሪ እቲ ጉዕዞ ናይ ሃብቲ ከለኹ፣ ብኻልእ ኣዘራርባ ኣብቲ ናይ ድኽነት ቦታ ከለኹ፣ ገለ ነዚ ቦታ ዝበጽሕዎን ዝተቐደስዎን ናብ'ቲ ንሕና ንነብረሉ ታሕቲ ቦታ ብምምጻእ ሓገዝ የበርክቱ ነይሮም። ቡቲ ንሳቶም ጥራሕ ዝርድእዎ ቋንቋ ኸኣ፣ "ንሕና ኣብ ውሽጢ እቲ ናይ ሓጎስ ገዛ ኢና ዘለና። እዚ ተግባር ክኣ እቲ ናብ'ዛ ገዛ ክኣቱ ዝበቕዐ ጥራሕ ኢዩ ዝገብሮ።" ይብሉና ነይሮም። በዚ ተግባር ብዙሕ ግዜ ተቓደስቲ ሃብቲ ገለ ሃብታማት ኮይና ኢና። ሎሚ ኣነ ኩሉ እቲ ዘለኒ ሃብቲ ንድኻታት ከይሕግዘሉ ከምቲ ዝብልዎ ናብታ ናይ ሓጎስ ገዛ ክኣቱ ኣይክኣልኩን። ሃብታም ለማኒ ኾይነ ብቑሪ ዘይምቕሳንን ሽገርገርን ይግረፍ። ኑቶም ናብዚ ቦታ ክመጽእ ኣብ ኣሰረይ ዘኸተልክዎም ቤተሰበይ'ውን ርእየሞ ዘይፈልጡ ጸርፍን ጸርጸርን ከቋድሶም ጀሚረ። ኣበይ'ሞ እቲ ኻልእ ገጻት ሂወተይ ርእየሞ። ዝትኮበሉ ለማኒ ምኳነይ እንተዝፈልጡ፣ ተቓደስቲ ጸርፊ ናተይ ምኾኑ'ዶ? ክንደየናይ።

እቲ ዘገርም ግን ንሳቶም'ውን ዝደልይዎ መፍትሕ ዘይብሎም ምኻኖም'ዩ። ኣነ ወናኒ ንዋትን ገንዘበን እየ፣ ንዓይ ዝተረገጠ መፍትሕ ሓጎስ ንዕኦም'ውን ከምዝርገጦም ርጉጽ'ዩ። ማዕጾታት ሂወቶም ኣነ ቀዲመ ብዝኸፈትክዎ ማዕጾታት ሂወት'ዮም ዝኣትዉ። ሎሚ ግን እታ ናይ መውዳእታን መዛዘሚ ሂወት ዝኾነት ማዕጾ ሓጎስ ተረጊጣ'ላ። ንሳቶም'ውን ደይ ውጽኢት ናተይ እዮም። ገጹይ ርእዮም ዝሕጎሱን ዝሓዝኑን ሰባት እዮም። ጽሓየይ እንተበሪቓ ባህታ ሰፊንዎም ዝውዕሉ ሰባት'ዮም። ሎሚ ግን እታ ጽሓይ ኣይበረቐትን። ካብ ገጸይ ዘንቡብዎ ነድሪ ኣብ ዘይፈልጥዎ ሸቆጥቆጥን ፍርሕን የእቲዮምዎም። በዚ ግን ኣየብቅዓሎምን እቲ ጸርፍን ጸርጸርን ኣብ ቦትኡ'ሎ።

ካልእ ገጽተይ ዝርእይ ሰብ የለን። ተቓደስቲ ንዋተይ ዝኾኑ ሰባት ንሽግራተይ ፈሊጦም ነታ መፍትሕ ክደልዩ ኣይፈተዉን። ንሓድሽ ምንጽርጻር ናተይ ዓቕሊ ሰኢኖምሉ። ምስ ምንጽርጻር ናተይ ንሳቶም'ውን

የንጸርጽሩ። ኣየ'ሰብ ድሌታቱ ጥራሕ ክማልኣሉ ከም ዝደሊ በሪሁለይ። እቲ ናተይ ንዋት ምድላይ ድሌታቶም ይጥቀምሉ ከምዝነበሩ ነጺሩለይ። ዋላ እታ መዛዘሚ ሂወታ ምኽንያ እትነግረኒ ኣፍቃሪተይ'ውን ጸገማተይ ክትርዳእ ዓቕሚ ውሒድዋ። ጽናይ ክፋል ሂወተይ ከምትፈትዎ ምርዳእ ኣብዩኒ። ኣነኮ ምልኡኑት ዘለዎ ሰብ ኣይኮንኩን። ምልኡኑት ዝብሀግ ሰብ ምንባረይ ዶኾን ጠፊኢዎ። ምስ ዝኣደርክዎ ምሳይ ትንድርን ትሓርቕን። እቲ ኣገዳሲ ክፋል ሂወተይ ዝነበረ ተገዳስነታ'ውን ብርኡይ ኣንቆልቁሉ። ኩሉ ነገረይ ይፈርስ ከምዘሎ ኣስተብሂለ። እዞም ፈተውተይ ዝብሎም ሰባት ኑቲ ኣብ ኣፍደገ ማዕጾ ሓጎስ ኮይኑ መፍትሕ ዝልምን- ካልእ ኣነ ይርእዩ ከይህልዉ ተጠራጢረ። ኑቲ ብጹሓይን ደሮናንን ዝተጨማደደ ገጽ ዘለዎ፡ ዕርቃኑ ዝወጸ ካልእ ኣነ እንተርእዮም ስለምንታይ ዘይርሕቁኒ። ሰብ ሓገዝ ምስ ዝሓተት ጽርውርው እዩ ዘብሎ።

ዝተኸብለይ ወይ ይርዳእካ ዝብለኒ ሰብ ምስ ስኣንኩ፡ ኣብ ናይ በይነይ ሓሳብ ኣትየ። ኣብ ሓሳበይ ውትፍ ዝበለኒ ነገር እንተነይሩ ኸኣ ቤታ ማዕጾ ኣስሉይኸ ዝሬኤኽዎ ኩነታት እቲ ናይ ሓጎስ ቤትዩ። ኣቡቲ ናይ ሓጎስ ቤት ልክዕ ከምዚ ኣብ ከባብየይ ዘልው ዕንበባታት ኣግራብ ድምጺን ኩነታት ኣየርን ኣሎ። እቲ ፈለማ ክቕልቀል ከለኹ ዝሰማዕክዎ ስሓቕ'ውን ልክዕ ከምቲ ልሙድ ስሓቕዩ። እቲ ፍልልዩ ንሱ ናይ ሓጎስ ዓለምዩ። ምስ ዳህሰስካዮ ፍሉይ ሓጎስ ዝሁብ ከይከውን ስለዝኣመንኩ'የ ኣብዚ ዘለኹ። እዚ እናሓሰብኩ ከለኹ'ዩ ኸኣ፡ እታ ኣፍደገ ሓጎስ ብውሽጢ ክትኹሕኳሕ ጀሚራ። ካብ'ቲ ዝነበርክዎ እንታይ እዋነይ ተሰኢ ኣብታ ኣፍደገ በጺሐ ክርድኣኒ ኣይክኣለን። ኑቲ ብውሽጢ ኮይኑ ዝኹሕኩሕ ሰብ ክርእይ ቡቲ ከፋት የዒንተይ ክልእኽን፡ ሓውሲ ቁዘማ ዝመስል ብኺያት ክሰምዕ ጀሚረ። እታ ማዕጾ'ውን ብሓይሊ ክትኩሕኮሕ ጀሚራ። ኣቡቲ ናይ ሓጎስ ዓለም ብኺያትን ቁዘማን ክህሉ ፈጺመ ሓሲበዮ ኣይፈልጥን። ቡቲ ነኻል የሕሊፉ ምስ ርኣኹ፡ ሓደ ከምዚ ከማይ ዝተቆራፊደ ሰብ ርእየ። ምራቓተይ ብቕልጡፍ እናውሓጥኩ ኸኣ "ብጃኻ ስምዓኒ" በልክዎ። እቲ ኣብ ሕሱም ቃንዛ ውሽጢ ከምዘሎ ዝርድኣካ ሰብ፡ ኑታ ማዕጾ እንተኸፈትለይ ሽግራት ሂወተይ ከምዝኽትሙ ከም ርጉጽ እየ ወሲደዮም።

እቲ ብውሽጢ ዝነበረ ሰብ ድምጺ ምስ ሰምዐ ንብዓቱ እናሓንሰሰ ገጹ ናብ'ቲ ከፋት ብምቕራብ፡-

"ክትከፍተኒ ኢኻ? ንስኻ ብፈጣሪ ዝተልኣኽካ ክትከውን ኣለካ።"

ሓጎስን ብኺያትን ይፈራረቆ። ኣነውን ካብኡ ብዘይፍለ።

"ንስኻ እምበር ካብ ደልሃመት ሽግራት ኩተውጻኒ ዝተፈጠርካ። በጃኻ እንዶ ግዳ ኑቲ ሽጋጥ ከፊትካ ናብኡ የእትወኒ።" በልክዎ። እቲ ሰብ ምሒር ዝተገረመ እናመሰለ።

"ኖ ኖ ኖ.... ኣነ ናብዚ ክትኣቱ ኣየፍቅደልካን እየ። ስለምንታይ'ከ ሕማቕ ሂወት ትምነ። ብርግጽ ክኣ ኣብዚ ሽጋጥ የለን። ንስኻ ግዳ ብኽብርትካ ኑቲ ኣብኡ ዘሎ ሽጋጥ ከፊትካ ንዓይ ናብቲ ዘለኻዮ ናይ ሓጎስ ቤት ክኣቱ ኣፍቅደለይ።" በለኒ።

እቲ ፈለማ ንሱ ዝተገረሞ፡ ኣነውን ብምሒር ምግራም ደገምክዎ። ብዝተደናገረ ኩነታት ክኣ ጠመትክዎ። ንሱ ኸኣ ግዲ ክኽፍተኒ'ዩ ኢሉ ኣሚኑ የዒንቱ ኣፍጢጡ ይጥምተኒ። ኣነ ኸኣ ካብ ውሽጢ መዓሙቕ ኣካለይ ዓቢ ትንፋስ ብምስትንፋስ፡

"እቲ ንስኻ ዘለኻዮ'ዶ ኣይኮነን እቲ ናይ ሓጎስ ቤት?" በልክዎ።

ክምልሰለይ ኣይተጸበኽዎን ዝኸፈኒ ኩነት ርዱእ ስለ ዝነበረ። ኣቡቲ ኣፍደገ ኸኣ ርኹምሽ ኢለ ኣእጋረይ ዘርጊሐኩ። ኣቡቲ ናይ ሓጎስ ቤት ከምዘለኹ ኸኣ ተሰወጠኒ። እቲ ሰብ'ውን ድሕሪ እታ ናይ መውዳእታ ዘረባይ ጸጥ ኢሉ። እቲ ሓቂ ዝተረድኦ ይመስል። እቲ ቦታ ኸኣ ጥዑም ጺታ ሰፈኖ። ጠሊ ሓጎስ ዝሓዘ ንፋስ ክኣ ክስፍስ ጀመረ።



# ባህልን ስነ-ጥበባትን

## ኤርትራዊ ፊልም

# ካብ መድረኽ ፈተነ ናብ ዓለማዊ ተወዳዳርነት...?

ብዘርእሰናይ ዓንደብርሃን

**“እቲ ሽልማት ደረጃና ንምፍታሽ ዝድርኽ ክኸውንዩ ዘለዎ”**
ኢንጅ. ኣኸደር ኣሕመዲን

**“ዓወት ፊልምታት “ትዕግስቲ”ን “ኣቕላስያ”ን፣ ነቲ ‘የለን’ ክንብሎ ዝጸናሕና ፊልምታትና፣ ጉብዝናኡ ዘርኣየ እዩ”**
ደራሲን ዳይረክተርን ዳኒኤል ኣብርሃም

**“ፊልም ብመንጽር ጻዕርኻን ድኻምካን ዘይኮነ፣ በቲ ሓቐፍዎ ዘሎ ናይ’ቲ ዓውዲ ሳይንስ እዩ ዝምዘን።”**
ኣርታዊ ፊልም መንእሰይ ሰሎሞን ጸሃየ

ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ኣብ ክፍሊ ሃገር ቴክሳስ ኣብ ትርከብ ከተማ ህዩስተን ኣብ ዝተኣንገደ ዓመታዊ ፌስቲቫል ፊልም ኢንዲቡት፡ ኤርትራዊት ፊልም “ኣቕላሲያ” ሽልማት ረሚ ክትዓትር ምብቅዓ፡ ኣብ እዋኑ ብዝተፈላለያ ማዕከናት ዜና ውሽጢ ሃገርን ዓለምን ምግላጹ ዝዝከር እዩ። ተዋሳኢት ናይ’ታ ፊልም ጽግ ተኽለሰንበት (ቢጫ) እውን፡ ኣብቲ ፌስቲቫል ንዝወሃብ ሽልማት ብሉጽ/ቲ ተዋሳኢ/ት ንምዕታር ካብ ዝተሓጸዩ 6 ብሉጻት ተዋሳእቲ ሓንቲ ክትከውን በቒዓ እያ። እዛ ብደራሲን ዳይረክተርን ፊልም ዳኒኤል ተስፋማርያም (ሜዙራ) ዝቐረበት ፍርያት፡ ኣብቲ ውድድር ንሽልማት ዝበቕዐት ካልኣይቲ ኤርትራዊት ፊልም ብምዃን ታሪኽ ሰሪሓ ኣላ። ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ኣብ ዝተኣንገደ ተመሳሳሊ ፌስቲቫል እውን፡ ብተመሳሳሊ ዳይረክተር ዝቐረበት “ትዕግስቲ” ዘርእስታ ኤርትራዊት ፊልም ተሸላሚት ኲይና ነይራ።

እዚ ፌስቲቫል፡ በቲ ኣብ ነሓሰ 1961 ዝተመስረተ ማሕበረሰብ ዓለማዊ ፌስቲቫል ፊልም ኢንዲቡት ተወዲቡ ዓመታዊ ዝካየድ ኲይኑ፡ ኣብ ሰሜን ኣመሪካ ካብ ዝካየዱ ፌስቲቫላት ፊልም ንሳንፍራንሲስኮን ኒውዮርክን ስዒቡ ኣብ ሳልሳይ ደረጃ ዝስራዕ ጸላዊን ተወዳዳርን ፌስቲቫል እዩ። እቲ ፌስቲቫል ካብ





ደራሲን ዳይረክተርን ፊልም 'ኣቕላሲያ' ዳኒኤል ተስፋማርያም (ሜዙራ)

ሚያዝያ 1968 ኣትሒዙ፡ ሓደ ካብ ብቑዓት ፌስቲቫላት ፊልም ዓለምና ክኸውን ዝበቕዐ ኰይኑ፡ ዓመታዊ ን10 መዓልታት ዝካየድ እዩ። ኣብዚ ነዊሕ ታሪኹ ከኣ፡ ከም ስቲቨን ስፒልበርግ፡ ጆርጅ ሉቃስ፡ ደቪድ ሊንች፡ ሪደለይ ስኮት፡ ኦሊቨር ስቶን፡ ኣተም ኢጎያን፡ ራንዳል ክሊስተር፡ ኣንግ ሊ፡ ሮበርት ሮድሪገዝን ዝኣመሰሉ ውሩያትን ዕዉታትን ሰራሕቲ ፊልም ኣለልዩ ብምሽላም፡ ናብ ዓቢ ደረጃ ዘብጽሐ እዩ።

ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ፡ ጸላውን ዓቢ ደረጃ ዘለዎን ፌስቲቫል ፊልም፡ ብተኸታታሊ ክልተ ኤርትራውያን ፊልምታት ክዕወታ ምኽኣለን፡ ንስነ ጥበብ ሃገርና ብሓፈሻ ንዓውዲ ፊልም ከኣ ብፍላይ ዓቢ ዓወት እዩ። እቲ ዓወት፡ ንሰራሕቲ ፊልም ሃገርና ዘደስትን ምንቅቓሕ ዝፈጠረን ኰይኑ ከኣ'ዩ ቀሪቡ።

ኣብ ብዙሕ ሞያታት ዓውዲ ፊልም ክሳተፍ ዝጸንሐን ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ብመማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ብደረጃ ኰኾብ ሓደን ፈረቓን ብምርካብ ኣብ ራብዓይ ደረጃ ዝተሰርዐት ፊልም "ደበንገረ" ዘፍረየ መንእሰይ ስነ-ጥበበኛ ናሆም ኣብርሃም (ደራሲ፡ ዳይረክተር፡ ተዋሳኣይን ሰኣልን)፡ ብዛዕባ'ዚ ዓወት ኣመልኪቱ፡ "ኣነን ብዙሓት መሳርሕተይን፡ እቲ ፌስቲቫል ካብ ዝኽፈት ክሳብ ምንጋር ውጽኢት ብሃንቀውታ ኢና ክንከታተሎ ቀኒና። ዓወት ፊልም "ኣቕላሲያ" ኣብ ዝተቓልሓሉ ምሸት ዝተሰምዓና ሓጐስ እዚ ክትብሎ ዘጸግም እዩ። ከምዚ ኣነ ዝተሸለምኩ ኰይኑ እዩ ተሰሚዑኒ። ውጽኢት ናይ ኵሉ ኣብቲ ዓውዲ ክጽዕር ዝጸንሐ ሰብ ከም ምዃኑ፡ እቲ ሽልማት ብዓቢኡ ንኵሉ ማሕበረሰብን ኣፍራዪን ፊልም ኤርትራ ከምኡ'ውን ነቲ ስርሓት ኣብ ምትብባዕ ናይ ዝጸንሑ ተዓዘብቲን ደረጃኡ ንምዕባይ ክሰርሑ ናይ ዝጸንሑ ትካላትን እዩ። ንኹሎም ከኣ እንቋዕ ሓጐሰና ክብሎም እፈቱ።" ክብል'ዩ ስምዒቱ ገሊጹ።

* * *

ኣብዚ ዘለናዮ መዋእል፡ ፊልም ሓደ ካብ'ቶም ጸለውቲን ብዙሓት ሰዓብቲን ዘለዎ ዓውዲታት ስነ-ጥበብ እዩ። ብዘለዎ ናይ ምዝንጋዕ፡ ምምሃር፡ ባህልን ልምድኻን ናይ ምልላይ፡ ስነ-ሓሳብ ናይ ምስራጽን ከም መጐሳጐሲ ፍርያትካን ኣገልግሎታትካን ዓቕሚ ከኣ፡ ብዙሕ ወፍሪ ዝግበረሉን ዳርጋ ኣብ መላእ ዓለም ዝዝውተርን ዓውዲ እዩ። ብዘለዎ ሓይሊ ኸኣ፡ ቍጠባዊ ረብሓ ዝሕፈሶ ኢንዱስትሪ ኰይኑ ንረኽቦ።

ኣብ ሃገርና፡ ካብ

እዋን መግዛእቲ ጥልያን ኣትሒዙ ኣብ ዝተሃንጸ ሲነማታት ነዊሕ ታሪኽ ዘለዎ ፊልምታት ናይ ምክትታልን ምስትምቓርን ባህሊ ጸኒሑ እዩ። ኣብ ሆሊውድ፡ ቦሊውድ፡ ኣብ ኤውሮጳን ዝፈረዩ ፊልምታት ንዘመናት፡ ብኤርትራውያን ይረኣዩ ነይሮም። ፊልምታት ናይ ምስራሕ ተሞኵሮ ግን፡ ገና ሓጺር ታሪኽ ዘለዎ ተሞኵሮ እዩ።

ቴድሮስ ኣብርሃም፡ ኤርትራዊ ፍርያት ፊልም፡ ብድሆታቱን መጻኢ ተኽእሎታቱንን (Eritrean Film Production: Its Challenges and Prospects) ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ ኣብ ጋዜጣ ኤሪትርያን ፕሮፋይል፡ ኣብ ዘቕረቦ ጽሑፍ፡ ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ኰነ ቀዳሞት ዓመታት ናጽነት፡ ዝተፈላለየ ናይ መድረኽ ድራማታት ናይ ምቕራጽ ስርሓት ይካየድ ከምዝነበረ፣ እንተኾነ ቀዳማይ ሞያዊ ፈተነ ኣብ 1996 ምስ ምፍራይ "ባሩድ 77" ከምዝጀመረ ይገልጽ። ካብቲ እዋን ኣትሒዙ ከኣ፡ ብሰፊሑ ዝስርሓሉ ዘሎ ዓውዲ እዩ። ክሳብ'ዚ እዋን ከኣ ብውሑዱ ልዕሊ 400 ፊቸር ፊልምታት ፈርዩ ይርከብ። በዚ ኸኣ ሎሚ፡ ፊልምታትና ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ብዝርከቡ ዜጋታት ክሰዓብን ጽልዋ ክፈጥርን ይርአ ኣሎ። ነፍሲ ወከፍ ቀዳመ ሰናብቲ





ብዙሓት ሃገራውያን ተኸታተልቲ ናብ ሲነማታት ብምእታውን ብዝተፈላለየ ብልሓታት ዝተቐረበ ፍርያት ኣብ ገዛኦም ዝከታተልዎን ዓውዲ ኰይኑ ይርከብ።

ዓውዲ ፊልም ሃገርና፡ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዓበየን ሓደስቲ ሞያውያን እናተሓወስዎን ዝኸይድ ዘሎ'ዩ። መብዛሕትኦም ተሳተፍቱ ኸኣ መንእሰያት እዮም። ፊልምታት ኤርትራ ኣብዚ ሓጺር ዓመታት፡ ኣብ ናይ ፈተነ መድረኽ ከምዘሎ እዩ ብኽኢላታት ክግምገም ጸኒሑ። እቲ ክወሃብ ዝጸንሐ መብዛሕትኡ ርእይቶታት፡ ፊልምታትና ድኹምን ኣብ ዝተሓተ ደረጃ ከምዘሎን'ዩ ገምጋሙ ዝህብ። ብሕጽረት ባጀት፡ ሕጽረት መሳርሒታት፡ ሕጽረት ግቡእ ስልጠና ዝወሰዱ ሞያውያንን ካልእ ብዙሓት ብድሆታትን እናተፈተነ ክስራሕ ብምጽንሑ ከኣ፡ ንደረጃኡን ዕብየቱን ኣብ ምልክት ሕቶ ዘእቱ እዩ ኰይኑ ጸኒሑ።

ኣብ ከምዚ ዝበለ ዓቢ ዓለማዊ መድረኽ፡ ክልተ ኤርትራዊ ፊልምታት ተሳቲፈን ንሽልማት ምብቕዐን እምበኣር፡ ብዙሕ ሕቶታት ኣልዒልካ ክትዝቲ ዝድርኽ እዩ። እዘን ፊልምታት ብውልቃዊ ጸብለልትነተን ጥራይ ድየን ተዓዊተን ዋላስ እቲ ዝወሃብ ዝነበረ ገምጋማት እዩ ውድዓውነት ጐዲሉዎ? ጕዕዞ ፊልም ኤርትራ ከመይ እዩ ዘሎ? ዘለዎ ደረጃኸ እንታይ እዩ? መጻኢኡ እንታይ ይመስል? ብልጫታቱን ድኻማቱን እንታይ'ዩ? እዚ ሽልማታት ዝፈጥሮ ጽልዋ ማዕረ ክንደይ እዩ?... ነዚን ካልእ ሕቶታትን ኣልዒልና፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ኣብ ዝተገብረ ምምማይ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ኣብ ቀድሚት ምስዝተሰርዑ ስነ ጥበበኛታት፡ ሞያውያን ከምኡ'ውን ኣባል መማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራን ክንድህስሶም ኢና።



ደራሲን ዳይረክተርን ዳኒኤል ኣብርሃም

## - እዚ ሽልማት ንደረጃ ፊልም ኤርትራ ዝገልጽ ድዩ? ዋላስ...?

ዳይረክተር ናይ'ታ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ብመማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ካብ ዝተመመያ 38 ፊልምታት ክልተ ኮኾብ ብምርካብ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝተሰርዐት ፊልም "መን ከም ህያብ" መንእሰይ ዳኒኤል ኣብርሃም (DR Sweet J)፡

"ብርግጽ ናይ'ቶም ሰራሕቲ ብልጫ ኣለዎ። ዋላ'ውን ኣብ ውሽጢ ዓዲ ኣብ ዝተዋህበ ደረጃታት ጸብለልታ ኣርእዮም እዮም። ይኹን እምበር፡ ነዊሕ ጋግ ዘለዎ ኣይኰነን። ንበይኑ ብትኽ ኢሉ ዝመጽአ ፍሉይ ተኣምራታዊ ስራሕ ክኸውን ኣይክእልን፡ ውጽኢት ናይ ኵሉ ፊልምታት ኤርትራ'ዩ።

ኣብ ክውንነት መጺእና፡ ፊልምታትና ካብ ዝጅመር ኣትሒዙ ርኡይ ብልጫ እዩ ነይሩዎ። ካብቲ ናይ ፊለማ ፍርያትና ማለት ካብ ባሩድ 77 ጀሚርካ፡ በዓል እታ ኣደ፡ ሚኒስተር፡ ጽንዓት፡ ሕድሪን ካልእ ፊልምታትናን እንተርኢኻ፡ ፊልም ኤርትራ ካብ ባዶ ዝተበገሰ ኣይኰነን። ርግጽዩ ኣብ ገለ ዓመታት፡ እቲ ስራሓት ደረጃኡ ዘንቈልቍለሉ መድረኽ ነይሩ እዩ። ይኹን እምበር፡ ብሓፈሻኡ ምስ ጕብዝናኡ ዝጀመረ እዩ። እዚ ሕጂ ዝተመዝገበ ዓወታት ከኣ፡ ነቲ ጕብዝናኡ ከይኣመንናሉ ዝጸናሕና፡ 'የለን' ክንብሎ ዝጸናሕና ፊልምታትና ጕብዝናኡ ክንርኢ ኣኺኢሉና'ዩ።

ብዙሓት ፍርያትና ኣብ ከምኡ ዓይነት መድረኻት ክሳተፉ ይኽእላ እየን። ኣቐዲሙ እውን ከም ሚኒስተር፡ ሚለኑ ዝኣመሰላ ፊልምታት ናይ ምስታፍ ተበግሶታት ተወሲዱ ነይሩ። እቲ መገዲ ዘይምፍላጥ እንተዘይኰይኑ፡ ካልኦት'ውን ከምኡ ዓይነት ሓሳብ ዘለዎም ብዙሓት እዮም። ንኣብነት ኣነ፡ ንፊልም ንጉስ ጫካ ኣብ ከምኡ ዓይነት ፌስቲቫላት ናይ ምስታፍ ሓሳባት ነይሩኒ። ኣፍልጦ ግን ኣይነበረን። ናይ ቀጻሊ መደበይን ድሌተይን'ውን ንሱ'ዩ። ድሒርና ከምዝፈተሽናዮ ክሳብ 4000 ዝበጽሕ ፌስቲቫላት ፊልም እዩ ዘሎ። ኣበይ ክንሳተፍ ንኽእል፡ ኣብ ምድህሳስ ኣለና። መጀምርታ ግን፡ ባዕልና'ውን ንኣምነሉ ብቑዕ ስራሕ ከነፍሪ ኣለና።

ነቲ ተዓሚቱ ዝነበረ ዓይንና ንኽንከፍት ዘኽእለና ዓወት እዩ። ንኹላትና ተወሳኺ ድርኺት ዝፈጥር ከኣ እዩ።"

ዳይረክተር ናይ'ታ ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ሓደ ኰኾብን ፈረቓን ብምርካብ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝተሰርዐት ፊልም 'ሃልውለይ' መንእሰይ መርሃዊ መለስ፡ "ኣብ ምፍራይ እዘን ስራሓት ዝተሳተፉ

ሞያውያን፡ ምስቶም ኣብዚ ዓውዲ ንነዊሕ እዋን ነብሶም እናመሃሩ ክሰርሑ ዝጸንሑ ስነ-ጥበበኛታት፡ ጐድኒ ንጐድኒ ክሰርሑ፡ ክምህሩን ክመሃሩን ዝጸንሑን እዮም። ነቲ ተሞኵሮ ብዝግባእ ብምጥቃም ከኣ፡ ነብሶም ከዕብዩ ዝጸንሑ እዮም። ከምኡ ብምኻኑ፡ እዚ ዓወት ድምር ውጽኢት ፊልም ኤርትራ እዩ። እቲ ዘመዝገብዎ ዓወት፡ ፊልምታትና ዝበጽሖ ደረጃ ዘመስክርን ኣጠማምታና ብምስፋሕ ተወዳዳርነት ዘለዎ ስርሓት ከነቕርብ ዝድርኸን ብምኻኑ፡ ነጥበ መቐይሮ ዝፈጠሩ ክኾኑ በቒዖም ኣለዉ። ብፍላይ'ኳ ነዚ ብዙሕ ዋጋ ከፊሉ መገዲ ዝኸፈተ ኣፍራዪ ፊልም ኣቶ ይትባርኽ ክምስጉንን ከም ሓወልቲ ክርአ ዘለዎን እዩ።"

ናሆም ኣብርሃም፡- "ብዙሕ ጋግ ኣሎ ክንብል ኣይንኽእልን። ናይ ዓድና ሰራሕቲ ፊልም፡ ናይ ብዙሕ ሕማቕ ስራሕ ውጽኢት ኢና። ካብ ሕሉፍ ጌጋናን ጌጋ መሳርሕትናን እናተማሃርናን ነብስና እናዕበናን ዝመጻእና ኢና። እዚ ውጽኢት ከኣ፡ ድምር ናቱ'ዩ።

እቲ ንቕሓትና ግን፡ ሕጂ'ዩ እናዓበየ ዝመጽእ ዘሎ። እቲ ባይታ ስለዘይጸንሐ እንተዘይኰይኑ፡ ፊልምታትና ክሳብ ኣብ ሽልማት ኦስካር ናይ ምስታፍን ምዕዋትን ብቕዓት ከምዝህልዎ ገይርካ ንምስራሕ'ውን ዓቕሚ ኣሎ በሃላይ እየ።

እዚ በዓል ሜዙራ ዘመዝገቡዎ ዓወት፡ ናታቶም ብሉጽነት'ውን ዘመስክር እዩ። ሓደ ነጥበ መቐይሮ እዩ። ነቲ ክንዓዝ ዝጸንሐ ባቡር፡ ከሰል ከም ምውሳኽ'ዩ። ብድሕር ሕጂ ልዕሊኡ ክነፍሪ እናሓሰብና ክንሰርሕ ዘነቓቕሕ ብምኻኑ'ውን፡ ጽቡቕ መጻኢ ኣለዎ ይብል።"



ኢንጂነር ኣኽደር ኣሕመዲን

ኣቦ-መንበር መማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ ኢንጅነር ኣኽደር ኣሕመዲን፡-



እዚ ሽልማት ብሓፈሻኡ ንደረጃ ፊልም ኤርትራ ይውክል እዩ ወይ ኣይውክልን'ዩ ናብ ዝብል መደምደምታ ንምብጻሕ ከም ዘይከኣል እዩ ዝዛረብ። "እቲ ሕቶ፡ ኣብ ዝተወሰነ ናይ ግዜ መቓን ካብ ዝፈሪ ኤርትራዊ ፊልም፡ 'ሳምፕል' ወሲድካ ምስ ዝርአ፡ ብዘይጥርጥር ኣብ ዝኾነ ኣህጉራዊ መድረኽ ደረጃ ከውህብ ዝኽእል ዓቕሚ ተጠርዩ'ሎ፤ ዓመት ዓመት ኣብ ዓወት ክንስቀል በቒዕና ኢና... ንምባል እንተኾይኑ እቲ መደምደምታ ይኸብድ እዩ። ዝወሃብ መልሲ - ይውክልን ኣይውክልን - ብዘየገድስ፡ ብሓፈሻኡ እቲ ሕቶ ይኹን እቲ ሽልማት ደረጃና ንምፍታሽ ዝድርኽ ክኸውን እዩ ዘለዎ። ስለዚ፡ ብኹሉ ሸነኻቱ ክፍተሸን ክትንተንን ኣለዎ። ነዘን ዕዉታት ፊልምታት ከም 'ቤንች ማርክ' ኣቐሚጥና ሓፈሻዊ ስእሊ ደረጃ ፊልምታትና ክንርኢ እንተተደልዩ ግን፡ ብውሑዱ እዘን ፊልምታት ነቲ ደረጃ ንኽረኽባ ዝሰገራኦን ዝገበራኦን ብደቂቕ ክፍለጥ ኣለዎ። ሽልማት ዘውሃበን ረቛሒን መለክዒታትን፤ ከምኡ'ውን ተዛምዶኡ ምስቲ ንሕና ንኤርትራዊ ፊልም ኢልና ብስነጥበብና ንኹሉ ሕብረታት ምስልና እንጥምተሉን ደረጃ እንገልጸሉን መርኣዩታትን ካልእን ኣቐዲምካ ዕሙቕ ዝበለ መረዳእታ ክህሉ የድሊ። ካብኡ ምስቲ ኣብ ዓመት እነፍርዮ፡ ኣብ ውሽጢ ዓዲ ኵሉ ዓይነት ጽሩራ ዝሓዘ - ኵሉ ናትና ስለዝኾነ - ብዘይንሕስያ ኣብ መስርሕ ምትንታት ኣትዩ'ዩ ክርአን ክልካዕን ዘለዎ። ካብዚ ወጻኢ ግን ነቲ መሰረታዊ ኣገዳሲ ነጥቢታት ከይጨበጥካ መደምደምታ ምሃብ ዝቐልጠፈ ከይከውን የሰክፈኒ። ስለዚ፡ ነቲ ዝተላዕለ ዘድልየና ኣገዳሲ ዛዕባ 'ይውክል እዩ ኣይውክልን እዩ' ኢልካ ዝወሃቦ መልሲ ንበይኑ ንህይወትን ተወዳዳርነትን ፊልምታትና ዝጠቕሞ ኣይመስለንን። ንምሕሳብን ንምብህሃልን ክድርኽ፡ ከምኡ ድማ ብሓባር ዓቕምና ንምርኣይ ንውሽጥና

ዘእቱ ኣፍደገ ክኸውን ተስፋ እገብር። ዘድልየና ዘሎ ድማ እዚ ሸነኽ ናይቲ ሕቶ እዩ። እቲ ሽልማት ነጺልካ ንበይኑ ክርአ እንከሎ ግን ቀሊል ደረጃ ኣይኮነን፡ ብውሑዱ ነቲ ዕቑር ዓቕሚ ኣመት ዝህብ እዩ ኢለ እኣምን።

## = ድኻማት ፊልምታትና እንታይ እዩ? ወይ ካብ ምንታይ እዩ ዝምጨ?

መርሃዊ፡- "ንፊልም ኤርትራ ካብ ዘድክሙ ረቛሒታት ሓደ ዘይምህላው ሓባራዊ ስራሕን ምክፍፋል ዕዮን እዩ። ሜዙራን ብጾቱን ናብ ዓወት ዘብጽሖም ሓደ ብልጫ እዚ ብሓባር ናይ ምስራሕ ተበግሶ እዩ። ኣብ መብዛሕትና ግን፡ እቲ ናይ ምትሕብባር ተበግሶና ድሩት'ዩ፣ ብሓደ ርእሲ ጥራይ ኢና ንሰርሕ። ሓባራዊ ስራሕ ክንሰርሕ እንተኽኢልና፡ ኣብ ዓበይቲ ዓለማዊ መድረኻት ክንዕወት ኰነ ብመገዲ ፊልምታትና ጸለውቲ ክንከውን ምኸኣልና።"

ኢንጅነር ኣኽደር፡- ምስ'ቲ ክብ ኢሉ ዝቐረበ ሕቶ ብምዝማድ፡ ሓያለ ፊልምታት ብኹሉ ሸነኻት ካብቲ ኤርትራዊ ፊልም ከብለን ዝኽእል መለለዪ ፍንትት ምባለን ከም ድኻም ክጥቀስ ይከኣል። ብፍላይ ብመንጽር ንተዓዘቢኡ ዝህቦ ትርጉምን



ኣገዳስነትን ክርአ እንከሎ፡ ብዝሒን ተመሳሳልነትን ዝለዓል ዛዕባ፣ ንዝለዓል ኣርእስቲ እኹል መጽናዕቲ ብምኽያድ ዘይምዕማቑ፣ ንማሕበራዊን ስነኣእምሮኣውን ሕቶታት ተዓዛቢ ምላሽ ዝህብ ርዝነት ዘለዎ ስምዒት ዝህብ ትሕዝቶ ዘይምቕራብ፡ ዝኣመሰሉ ብሓፈሻ ካብ'ቶም ክጥቀሱ ዝኽእሉ ሕጽረታት (ትሕዝቶ) ኣብ ሓያለ ፊልምታት እዮም።

ዳኒኤል (DR Sweet J)፡- "ብተደጋጋሚ ዝርአ ድኽመት ሸለልትነትን ንተዓዛቢ ብዓቕምኻ ምርኣይን እዩ። እዚ ዝምባለ ኣዕናዊ እዩ። ተዓዘብትና ካባና ከምዝበልጹን ከምዝበልሑን እናሓሰብና ክንሰርሕ ኣለና። ንዕኡ ንምጭባጥ ከኣ፡ ክንበላሓትን ዓቢ ስራሕ ክነቕርብን ንኽእል።"

## ኤርትራዊ ፊልም ናቱ መለለዪ ዘለዎ ስራሕ ድዩ?

ኢንጅነር ኣኽደር፡- ፊልም ክስራሕ እንከሎ ነቲ ዝውቱርን ቅቡልን ኣገባባት ከም ዝሕዝ ፍሉጥ ነገር እዩ፤ ብፍላይ ብተክኒካዊ መዳያቱ ኣብ ጥበብ ኣናግራ ዛንታ ይኹን ሲነማቶግራፊን ካልእን ካብኡ ክትወጽእ ኣይትኽእልን ኢኻ። ኤርትራዊ ፊልም ክንብል እንከለና ግን ዝያዳ ንትሕዝቶኣዊ ሸነኹ እዩ። ዝለዓል ኣርእስቲ ንኤርትራዊ ሕብረተሰብ ዝገልጽ፡ ንኣተሓሳስባኡ፡ ክብሪታቱ፡ ወግዑ፡ ማሕበራዊ ግብሪታቱ፡ ስምዒታቱ፡ ትብዓቱ ሕመቑ…ወዘተ ብግዜን ቦታን "ከምዚ እዩ…!" ክብል ዘኽእል መለለዪ ክህልዎ ግቡእ እዩ። ዝፍጠሩ ጠባያት'ውን ከምኡ፡ ብኹሉ መዳያት ህንጻቶም ኤርትራዊ መንነት ዝተላበሱ፡ ኤርትራዊ ሰብ "እዚ እዩ!" እትብሎ



ስነ-ጥበበኛ ናህም ኣብርሃም

ክኸውን ይድለ። ከምቲ፡ ናይ ዓረብ ፊልም (ካብኡ ናብኡ'ውን ናይ ሃገራት እናጠቐስካ)፡ ናይ ቱርኪ ፊልም፡ ናይ ኤውሮጳ ፊልም፡ ናይ ህንዲ፡ ናይ ቻይና… ወዘተ እናተባህለ ነናቱ መለለዪታት ዘለዎ፡ ዓሚቑ፡ ዕቱብን ውፉይን ስራሕ ሰራሕቲ ፊልም ይሓትት እምበር መለለዪስ ኣለዎ።

## ሕጽረታትን ብድሆታትን ፊልም ኤርትራ…?

ዳኒኤል (DR Sweet J)፡- "እቲ ዝዓበየ ማሕንቖ ፊልምታትና እኹል ባጀት ዘይምርካብ እዩ። ፊልምታትና ከም ሓንቲ ብሰንኪ ሕጽረት ዓቕሚ ግቡእ ስልማትን መመላኽዒን ስኢና ከም ዝኸፍኣት ጽብቕቲ ጐርዞ ክርአ ይካኣል'ዩ። ኣብቲ ፈለማ መድረኽ፡ ፊልምታትና እኹል ዝኾነ ወጻኢታት ይግበረሉ ነይሩ። እኹል ኣታዊ እውን ይገብር ነይሩ። ሕጂ ግን፡ ኣብቲ ዓውዲ ናይ ዝሳተፉ መወልቲን ኣፍረይቲን ሕጽረት ኣሎ። ነዚ ጠንቂ ዝኸውን ዘሎ ሕጽረት ኣፍልጦን ዘይምህላው ሕጊ ኮፒራይትን እዩ። ብፍላሽን ካልእ ብልሓታትን ብዘይሕጋዊ መገዲ ናይ ምዝርጋሕ ንጥፈታት ነቲ ፊልም ይሃስዮ ኣሎ። ፊልምታት ብኣታዊታተን ክመሓደራስ ይትረፍ፡ ነቶም ኣፍረይቲ ናብ ክሳራ ዝመርሕ እናኾነ ይኸይድ ኣሎ።ፊልምታትና

ክጽብቕን ክሓምቕን እቲ ወሳኒ ሕብረተሰብን ሕጊን እዩ።”

ናሆም፡- “ናይ ኮፒራይት ጸገም፡ ነቲ ፊልም ይብድሎ ኣሎ። ብዓቕሚ ኣፍረይቲ ዓቢ ዝኾነ ባጀት ኣውጺኢካሉ፡ ይትረፍ መኽሰብ ወጻኢታትካ ዘይትመልሰሉ እናኾነ ይኸይድ ኣሎ። ኦሪጅናል ፍርያት ምግዛእ ናይ ኵሉ ሓላፍነት እዩ። ህዝቢ ነቲ ሰራሒ ፊልም ክድግፎ ኣለዎ።

ኣብ ኣዘረጋግሓ ዘሎ ድኻም እውን ርእሱ ዝኸኣለ ብድሆ እዩ። ዋጋ ናይ ሲነማ እውን ክሳብ ሕጂ ትሑት (10 ናቕፋ) እዩ ዘሎ። ኦሪጅናል ዲቪዲ ካብ 100 ናቕፋ ዝበዝሐ ኣይኮነን። ይኹን እምበር፡ ብሰንኪ ግርህናን ሕጽረት ኣፍልጦን፡ ፊልምታትና ብፍላሽ ይባዛሕ ኣሎ። ከምኡ ብምኳኑ፡ ሰራሕቲ ፊልም ወጻኢታት ቄጢቦም ኣጻቢቦም ናብ ምስራሕ ይኣትዉ ኣለዉ። ዳርጋ ካብ ትሑት ወጻኢ (Low Budget) ናብ ዜሮ ባጀት (No Budget) ይሰጋገር ኣሎ። ስለዚ ሓላፍነታውያን ኤርትራውያን ተበግሶታት ክወስዱ፡ እቶም ዘፍርዩ ሰባት እውን ኵርናዕ ጠመተኦም ኣግፊሖም ብደረጃ ኣፍሪቃ ኰነ ብደረጃ ዓለም ተዓዛቢ ክረኽብን ክዝርጋሕን ዝኽእል ፊልምታት ኣብ ምፍራይ ክሳተፉ ኣለዎም።”

መርሃዊ፡- “ሕብረተሰብና ብዛዕባ ኮፒራይት ዘለዎ ኣፍልጦ ድሩት እዩ። ብዙሓት ሰባት መጺኦም፡ ‘ጽቡቕ ስራሕ! ብጣዕሚ ኣድኒቕናዮ!’ ይብሉኻ። ጽቡቕ ሞሳ ብምኳኑ ክትሕጎስ እናተገብኣካ፡ ብፍላሽ ከምዝረኣዮ ምስፈለጥካ ዓቢ ጽፍዒት ይኾነካ። ስርቂ ባህልና ኣይኮነን። ስለዚ ብፍላይ ውጽኢት ኣእምሮ ዝኾነ ስርሓትና፡ ኣብ ፍቓዶ እንዳ ኢንተርነት፡ ኣብያተ መዚቓታት፡ ኣብ ዩ ትዩብ... ኣብ ምዝርጋሕን ካብኡ ኣብ ምጥቃምን ዝርከቡ፡ ኣብ ውሽጢ ኰኑ ኣብ ደገ ዘለዉ ኤርትራውያን ካብዚ ተግባር ክቑጠቡ ንምሕጽን።”


ደራስን ዳይረክተርን መርሃዊ መለስ

“ንፊልም ኤርትራ ዓንቃጺ ካብ ዝኾኑ ረቛሒታት፡ እኹላትን ሞያውያንን መወልቲ፡ ኣፍረይቲን ዘርጋሕቲን ሰባት ዘይምህላዎም እዩ። ብዙሓት ተበግሶ ዝወሰዱ ዜጋታት ነይሮም። ዝግባእ ዋጋን መኽሰብን ብዘይምርካቦም፡ ኣብ ዝተፈላለየ እዋናት፡ ካብቲ መድረኽ ክእለዩ ጸኒሖም እዮም። መብዛሕትኦም ዘለዉ ዘርጋሕቲ እውን ናብ መኽሰብ ዘድሃቡ እዮም። ካብዚ ክሳብ ሎሚ ዝፈረየ ኣማኢት ፊልምታት፡ ናብ ዓለማዊ መድረኽ ንምስታፍ ወይ ናይ ምዝርጋሕ መገዲ ንምርካብ ክሰርሑ ኣይተራኣዩን። ከም ኣቶ ይትባረኽ ዝኣመሰሉ ክቱር ድሌት ዘለዉ ኣፍረይቲ ኣለዉና ድዮም?”




ናሆም፡- ካልእ ሕጽረት፡ ነቲ ኣፍራዪ ፊልም ዝጥርንፍ ሓደ ማሕበር ዘይምህላዉ እዩ። እዚ ማሕበር እንተዝቐውም፡ ከም መተኣኻኸቢን ንዓቢ ስርሓት ዘድርኽን ቅድሚ ምፍራይ ሓገዛት ኣብ ምብርካትን ክሰርሕ ምኸኣለ። ዝተፈላለዩ ሞያውያን ሓሳባቶም ኣኪቦም፡ ዓቢ ነገር ኣብ ምምጻእ ክሰርሑን፡ ናይ ሓባራዊ ስራሕ መንፈስ ከዕብዩን መኸኣለ።

## ተራ መማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ከመይ ይግምገም?

ዳኒኤል (DR Sweet J)፡ ፡- “ሓደ ካብቲ ኣገደስቲ ንደረጃ ፊልምታትና ኣብ ምዕባይ ዝሰርሕ ዘሎ፡ መማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ እዩ። እቲ ዝወሃብ ፍርዲ ንቀበሎ ኣይንቀበሎ ብዘየገድስ፡ ሓደ ግብረ መልሲን ገምጋምን ዝህብ ፍሉጥ ትካል ኣለና። ብዙሕ ብልጫ ዝራእናሉን ክዓቢ እንደልዮን ትካል እዩ።

በዚ ከኣ፡ ንነፍሲ ወከፍ ዓሌታት ፊልም... ሮማንስ፡ ትራጀዲ... ወዘተ ከፋፊሉ ናብ ዝርኢ ንኡስ ኮሚተታት ክዓቢ፣ እንተዘይተኻኢሉ እውን፡ ንነፍሲ ወከፍ ዓይነት ፊልም ዝውክልን ብዝግባእ ኣድቂቑ ክርእዮን ዝኽእል ሓደ ሰብ መዚዙ ክሰርሕ እንተዝኽእል፡ ጽቡቕ ምኾነ።

ናሆም፡- “መማዩት ኮሚተ ደረጃታት ፊልም ኤርትራ፡ ኣበርክቶኡ ዘይንዓቕ ትካል'ዩ። ምስጋና'ውን ዝግብኦ እዩ። ብፍላይ ኣብ ዛንታ፡ ርኡይ ዕብየት ንኸምዝገብ ጽቡቕ ኣበርክቶ ገይሩ እዩ።”

መርሃዊ፡ ምስጋና ዝግብኦ ዓቢ ኣበርክቶ እዩ ዘለዎ። ነቶም ዝሓሸ ስርሓት ዘቕርቡ ኣፍረይቲ ናብ ምሽላምን ኣፍልጦ ምሃብን እንተዝሰጋገር፡ ንሰራሕቲ ሞራልን ተወዳዳርነትን ምፈጠረ በሃላይ እየ።

*** ዕጥቂን ሞያዊ ኣፍልጦን ኣብ ከመይ ዝበለ ደረጃ ኣሎ?**

ዳኒኤል (DR Sweet J)፦ “ካብቲ ዓበይቲ ማሕንቒታት ፊልም ኤርትራ፡ ሕጽረት መሳርሒታት፡ ሶፍትዌራት፡ ዘይምህላው ሞያዊ ስቱድዮታት እዩ። ምስቲ ናይ ደገ ፊልምታት ዘለና ጋግ ካብዚ’ዩ ዝነቅል። ኪንዮ’ቲ ሕጽረት ባጀት፡ ዘለና ዕጥቂ እዩ ፍልልይ ዘምጽእ። ንኣብነት ምስታ ብልጽቲ ናይ ወጻኢ ፊልም ተባሂላ ተዓዊቲት ሽልማት ኣካዳሚ ዝኾነት ፊልም ጸጺ ወይ’ውን ናይ ኢራን ፊልም ብላክ ጎልድ ብዙሕ ናይ ትሕዝቶን ኣካይዳን ፍልልይ የለን። እቲ ፍልልይ ኣብ መሳርሒታት’ዩ። ሆሊውድ ብሶፍትዌራት ንዝሰርሖ፡ ብተግባር ክትዓዮ ኣጸጋሚ እዩ። ብፕሮፌሽናል ካሜራታት ንዝፈጠሮ ንጹርነት ስእሊ፡ ብካኖን ክትፈጥሮ ኣጸጋሚ እዩ። ስለዚ ስቱድዮታትና ክዓብያን እኹል ዕጥቂ ዘለወንን ንምግባረን ክጻዓር ኣለዎ። ስቱድዮና ንሓንቲ ከተማ ክሳብ ምስራሕ ክበጽሕ ኣለዎ።”

ናሆም፦ “እቲ ዓጢቕናዮ ዘለና መሳርሒታት ኣኻሊ እዩ ክብሎ ኣይደፍርን። መብዛሕትኡ Tape Cameraን HDን እዩ። እዚ ከኣ ትሑት ባጀት ዘለዎ ፊልምታት ንምፍራይ ዘገልግል ጥራይ እዩ። ዓበይቲን ተወዳዳሪን ፊልም ንምስራሕ፡ 16 ሚሜ፡ 35ሚሜ የድልየና። ናይ ድምጺን ብርሃንን መሳርሒታትና’ውን እዋናዊ ክኸውን ኣለዎ።

ከም ኣብነት እንተወሲድና፡ ናይ ኢራን ወይ ናይ ኖሊውድ (ናይጀርያ) ፊልምታት ብትሕዝቶ ስራሕን ስነ ጥበባዊ ዓቕሚን ካባና ብዙሕ ዝረሓቐ ኣይኮነን። እቲ ፍልልይ ዘለዎ ቀረብና’ዩ። እምበር ኣፍረይቲ ፊልም ኤርትራ ደሓን ዝኾነ ናይ ምግባር ዓቕሚ ኣለዎም ዝብል እምነት’ዩ ዘለኒ። ብፍላይ ብሓባር እንተሰሪሕና።”

**ብተወሳኺ...**

መርሃዊ፦ ጉዕዞ ፊልምታትና በብእዋኑ ክግምገም ክኸእል ኣለዎ። እቶም ኣብ ምስራሕ ፊልም ዝሳተፉ ሞያውያን፡ ዝምልከቶም ኣካላት ከም ባህላዊ ጉዳያት፡ ሚኒስትሪ ዜና፡ ትካላት ምፍራይ ፊልም፡ ዘርጋሕቲ፡ ኣባላት መማየቲ ኮሚተን ካልኦትን ብሓባር ዝሳተፉዎ ስሩዕ ርክባት ምግባርን፡ በብእዋኑ ነቲ ሽግራት ኣብ ምፍታሕ ክስራሕን ኣለዎ።

በብእዋኑ እውን፡ ኪኖቲ ሓጺርን ሓፈሻውን ስልጠናታት ሕልፍ ዝበለ፡ ንኣጸሓሕፋ፡ ኣተኣላልያ፡ ን ሲ ነ ማ ቶ ግ ራ ፊ ፡ ንኣወሳስኣ... ኮታስ ንኹሎም ኣገደስቲ ኣባላት ናይ ስራሕ ፊልም ዝምልከት ሰፋሕትን ዓሞቕትን ስልጠናታት ምኽያድ እውን ክስገር ዘይብሉ እዩ።

ዳኒኤል፦ ልዕሊ ኹሉ ንፊልምታት ሃገርና ዝዕድጉን ዝዝርግሑን ዘለዉ ኣከፋፈልቲ፡ መብዛሕትኦም ናብ መዝመዝቲ እዮም ዝቕየሩ ዘለዉ። ነቲ ፊልም ከኣ ዕንወት የኸትሉሉ ኣለዉ። ስለዚ፡ ዝግባእ ዋጋን ሞሳን ክህቡዎን፡ ንፊልምታትና ኣብ ምዕባይ ተበግሶታት ክወስዱ ኣለዎም።

ካልእ መንግስታውያን ኰይና ዘይመንግስታውያን ትካላትና’ውን፡ ነቲ ዓውዲ ብዓይኒ ገንዘባዊ መኽሰብ ጥራይ ከይረኣያ ኣብ ምፍራይ ክሳተፋ ኣለወን። ንኣብነት፡ ከምቲ ሚኒስትሪ ቱሪዝም ቱርኪ ዘፍርዮን ኣብ ቲቪ ኤሪ ሰፊሕ ሰብ ዝከታተሎን ፊልምታት ቱርኪ፡ ነብስና ከነፋልጠሉን ብልጫታትና ከነንጸባርቐሉን ምኸኣልና።

ናሆም፦ ኣብ ዓድና ከምቲ ሕልፍ ሕልፍ ኢልካ ዝወሃባ ሓጺርቲ ስልጠናታት እንተዘይኰይኑ፡ ስሩዕ ትምህርቲ ዝረኸበ ሞያዊ ውሑድ እዩ። እናንበብካ፡ ናይ ዝተፈላለየ ሃገራት ፊልምታት እናረኣኻ ዝዕየ እዩ። ሕጂ ኣብ Smap ዝተጀመረ ናይ ቲያትሪካል ኣርት ስልጠና ኣሎ። ከምኡ ዝኣመሰለ ስሩዕ ትምህርቲታት ኣገዳሲ እዩ። እቶም ዘለዉና ዝተማህሩ ሰባት’ውን ኣብ ምድላው መጽሓፍቲ ኣሰራርሓ ፊልም ብቛንቋ ትግርኛ ክሰርሑ ኣለዎም።

***


ኦዲተር ሰሎሞን ጸሃየ

***ምስ ኦዲተር ፊልምታት ‘ትዕግስቲ’ን ‘ኣቕላሲያ’ን ሰሎሞን ጸሃየ ብዝገበርናዮ ቃለመጠይቕ ክንዛዝም ክቡራት ኣንበብቲ፦***

*** ብዛዕባ ፌስቲቫል ፊልም ህዩስተንን ሽልማት ረሚን ሓጺር መብርሂ ክትህበና?**

ሰሎሞን፦ “እቲ ፌስቲቫል፡ ዝተፈላለየ ውድድራት ዝሓቖፈ እዩ። እቲ ቀዳማይ ኣብ ውሽጢ ኣመሪካ ካብ ሆሊውድ ወጻኢ ብዘለዉ ኣፍረይቲ (Independent Film productions) ዝቐረቡ ፊልምታት ዘሳትፍ ክኸውን እንከሎ፡ እቲ ካልኣይ ካብ ኣመሪካ ወጻኢ ዝፈረዩ ፊልምታት (Foreign films) ዝሳተፉዎ እዩ። ሎሚ ዘበን ካብ መላእ ዓለም ኣስታት 3000 ፊልምታት ኣብቲ ውድድር ቀሪበን። ካብዚኤን እተን ክልተ ፊልምታት ናይ ኤርትራ እየን - ‘ኣቕላሲያ’ ከምኡ ከኣ ‘ዊንታ’ ዝብል ኣርእስቲ ዘለወን እየን።

እቲ ውድድር፡ ዝተፈላለየ መጻረዪታት እናካየደ’ዩ ንፍጻመ ዝበጽሕ። ‘ኣቕላሲያ’ ነቲ ኩሉ መድረኻት ብምሕላፍ ከኣ፡ ብልጽቲ ናይ ወጻኢ ፊልም ተባሂላ ክትሽለም በቒዓ። ጽግ ተኸለሰንበት ከኣ፡ ካብቲን ናብ መወዳእታ መድረኽ ዝሓለፋ



ዳንኤል (ሜዘራ) ምስ ፕሮድዩሰር ፊልም ኣቶ ይትባረኽ ቅዱስ

51 ፊልምታት ዝርከቡ ተዋሳእቲ ብምውድዳር ንሽልማት "ብሉጽ ተዋሳኢ/ት" ካብ ዝተሓጸዩ ሽዱሽተ ተዋሳእቲ ክትከውን በቒዓ።

ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ዝተሳተፈት ፊልም 'ትዕግስቲ' ብሉጽ ኣርትዖት፡ ብሉጽ ምእላይ ከምኡ ከኣ 'ብልጽቲ ፊልም' ተባሂላ ሰለስተ ወርቂ ሜዳልያታት ዓቲራ ምንባራ ይዝከር'ዩ።"

### ነዞን ፊልምታት ከዐውተን ዝኸኣለ ብልጫታት እንታይ እዩ?

ሰሎሞን፦ እቲ ሳይንስ ናይ ፊልም ዘለወን ብምዃነን እዩ። ኵለን እተን ኣዕኑድ ናይ ሓንቲ ፊልም ብዝግባእ ስለዝተሰርሓሉ እዩ። ኣዳለውቲን መመይቲን ብደቂቑ እናረኣዩ እዮም ዘሕልፉዎ። ኣብቲ ውድድር ዝቐርባ ፊልምታት ብኽልተ መገዲ እየን ዝኸፈላ፡ እቲ ቀዳማይ ኣብ ምሉእ ዓለም ዘይተራእየ (World premiere) ከምኡ ከኣ ኣብ ኣመሪካ ዘይተራእየ (US premiere) ይበሃል። እተን ናብ ዝኾነ ምርኢት ዘይቀረባ ፊልምታት ብቐጥታ ናብ ማሕበረሰብ ሃየስቲ ፊልም ህዩስተን (Houston film Critics Society) ቀሪበን ሰፊሕ ገምጋም እዩ ዝግበረለን። ኣቕላሲያ'ውን ኣብ ዝኾነ ኢጋጣሚ ንምርኢት ስለዘይቀረበት፡ ናብቶም መመይቲ ኣትያ ደቒቕ ገምጋም እዩ ተዋሂቡዋ። ኣብ መወዳእታ ከኣ፡ ብልጽቲ ናይ ወጻኢ ፊልም (Best Foreign Movie) ተባሂላ ንሽልማት በቒዓ።

ፊልም ናቱ ሳይንስ ኣለዎ። ብመንጽር ድኻምካ ወይ ጻዕርኻ ኣይኮንካን ክትርእዮ ዘለካ። ብተዓዛቢ ስለዝተፈተወ'ውን ኣኻሊ ኣይኮነን። እቲ ወሳኒ ነገር፡ እቲ ፊልም ብፍልጠት ቀሪቡን ኣይቀረበን እዩ።"

### ደረጃን ጸላውነትን እዚ ውድድር ማዕረ ክንደይ እዩ?

ሰሎሞን፦ እዚ ውድድር ካብቶም ዝገደሙን ኣብ ሰሜን ኣመሪካ ብደረጃኡ ኣብ ሳልሳይ ዝስራዕን እዩ። መስራቲ ናይቲ ፌስቲቫል ዝኾነ ቶድ'ውን ካብ ዓበይቲ ውድድራት ልዕሊ 100 ሽልማታት ዝረኸበ ዳይረክተር'ዩ ነይሩ። ከም በዓል ስቴቨን ስፒልበርግ ተዓወትቲ ኦስካር ዝኾኑ ዳይረክተራት እውን፡ ኣብዚ ናትና ዕድመ ተመሳሳሊ ዓወት ኣመዝጊቦም ነይሮም። ማሕበረሰብ ሃየስቲ ፊልም ህዩስተን (Houston film Critics Society) ከኣ ሓደ ካብቶም ዝዓበዩን ወሰንቲን ሓጸይቲን ወሃብቲ ደረጃን ኦስካር እዮም።

### * ናብ ዓወት ዝመርሓኩም ምስጢር እንታይ እዩ?

ሰሎሞን፦ ኣብዘን ክልተ ፊልምታት ኩነ ኣብ ቅድሚኤን ዝፈረያ ፊልምታት ዝተሳተፍና ሞያውያን፡ ዳይረክተር ዳኒኤል (ሜዘራ)፡ ሰኣላይን ዳይረክተር ስእሊን ዓወት ስዩም፡ ኣነ ኣብ ኣርትዖት፡ ኣብ ምድላው ሳብታይትል ዝተሳተፈ ንኡድ (ከምኡ'ውን ኣብ ኣቕላሲያ ተወሳኺ ስእሊታት ዝሰኣለ ዮናታን ጽገ)፡ ጽቡቕ ዝኾነ ምርድዳእ ኣለና። ኵልግዜ ምስ ምስራሕ ፊልም ዝተኣሳሰር መጻሕፍቲ ኣብ ምንባብ፡ ንኦስካር ዝወዳደር ፊልምታት ብተደጋጋሚ ምርኣይን ኣብ ጣውላ ኣውሪድካ ናይ ምዝታይን ባህሊ ኣለና። በዚ ከኣ፡ ሓደ ውጽኢታዊ ዝኾነ ስራሕ ክነፍሪ ሓጊዙና እዩ።

ካልእ ኣፍራዪ ናይዘን ፊልምታት ኣቶ ይትባረኽ ቅዱስ እውን፡ ብልክዕ ናይ ፕሮድዩሰር ተራ እዩ ተጻዊቱ። ንቲ ስራሕ ምምዋል ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ቅድመ ስራሕ፡ ኣብ እዋን ስራሕ፡ ከምኡ'ውን ድሕሪ ስራሕ ግቡእ ስራሑ እዩ ሰሪሑ። ንሱ ንቲ ስራሓት፡ ብዓይኒ መኸሰብ ጠሚቱ እይኮነን ሰሪሑዎ። ንሱ ንባዕሉ ብንእስነቱ፡ ኣብ ምድላው ዶኩመንታሪን ኣርትዖት ፊልምን ይሳተፍ ነይሩ። ክንዲ ዝኾነ ብዘለዎ ፍቕሪ ናብቲ ሞያዩ ተደሪኹ እዩ ተሳቲፉ። ነተን ፊልምታት ናብዚ ውድድራት ኣብ ምስታፍ ከኣ፡ ብዝግባእ እዩ ነጢፉ።

### ኣብ መወዳእታ ብዛዕባ ፊልምታትና ትብሎ እንተሎ?

ሰሎሞን፦ ፊልምታትና ብዙሕ ርኡይ ጉድለታት እዩ ዘሎ። ኣብ ዛንታ ብፍላይ ዓቢ ሃንፍ ኣሎ። ብዙሕ ነገር ብደረቑ እዩ ዝበህል፡ እቲ ፈጠራውነት ይጐድለካ። እቲ ዝርርብ ናይ ደራሲ ቃላት ዝዕብልሎን ናጽነት ናይ ገጸ ባህርያት ዘይትርእየሉን እዩ።

ካልእ እቲ ሳይንስ ናይ ፊልም ገና ኣይተረኸበን ዘሎ። ኣብ ስእሊ ይኹን፡ ኣብ ኣርትዖት፡ ኣወሳስኣ፡ ምእላይ… ኣብ ኵሉ ዓበይቲ ሃንፋት ኣሎ። ንባዕሉ ብደረጃ ዓለም ንተወዳዳርነት ሓሲብካ ዝይምስራሕ ኣሎ። እቲ ብእንግሊዝ ኰነ ብኻልእ ቋንቋታት ዝቐርብ ትርጉም (Subtitle) ንባዕሉ ከቢድ ስራሕ ዘድልዮ እዩ፣ ናብ'ቲ ዝትርጐመሉ ቋንቋ ብኽመይ መገዲ ብልል ዝበለን መሳጥን ኣቀራርባን ይበሃል ስራሕ ዘድልዮ እዩ።

***

# “ዲዛይነር፣ ኣቕዲሙ ንዝተገብረ ቅዲ ዝደግም ዘይኮነ፣ ሓድሽ ንድፊ ዘውጽእን ውህደት ሕብርን ኣፈጻጽማን ዝፈልጥ ኣርቲስት እዩ” ዲዛይነር ፈሪዳ ጃዕፈር

ኣሉላ ፍሰሃዬ

ፈሪዳ ጃዕፈር የሱፍ ትብሃል። 1990 ኣብ ማይጭሆት ተወሊዳ ኣብኡ ዓቢያ። መውዓሊ ህጻናት ኣብ ኦርሶሊኑ፡ ካብ ቀዳማይ ደረጃ ክሳብ ሻምናይ ኣብ ፊላንድ ሚስዮን፡ ላዕለዋይ 2ይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ልምዓት ተማሂራ። ድሕርዚ ትምህርቲ ቅዲ ክዳን ድሕሪ ምምሃራ ኣብ'ቲ ሞያ ተዋፊራ ትሰርሕ ኣላ። ንቕዲ ክዳን ዝምልከት ምስኣ ዝገበርናዮ ዕላል ይስዕብ፦



*** ብኸመይ ኢኺ ኣብ ቅዲ-ክዳን ክትነጥፊ ጀሚርኪ?**

- ቅዲ ኽዳን ወይ ዲዛይን ምውጻእ ካብ ንእስነተይ ደስ ይብለኒ ነይሩ'ዩ። ከማን 'ሞደሊስት' ክኸውን ኣመና እህንጠ ነይረ። ሂያ' ትብል ቻነል ነይራ፡ ንዓኣ ክከታተል እየ ዝውዕል ነይረ። ከምኡ ድልየት ነይሩኒ። ሓደ መዓልቲ መመረቕታ ናይ ቅዲ-ኽዳን ነይሩ፡ ማማ (ኬርያ) ምስ መሓዛኣ ናብ'ቲ መመረቕታ ተዓዲመን ይኸዳ። ማማ ኑቲ ምርኢት ቅዲ-ኽዳን ምስ ተዓዘቡቶ ኣመና ፈትያቶ። ሽዑ ኣይትጸልኣን እያ ኢላ፡ ቅዲ-ክዳን ክመሃር ኣብ 'ኦርሶሊኖ' ኣመዝጊባትኒ መጺኣ። ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልክዎ፡ እቲ ድልየት ኣብ ውሽጠይ ስለዝነበረ፡ ተገዲሰ ኑቲ ሰለስተ ዓመት ዝወሰደ ስልጠና ተኸታቲለዮ ብዲፕሎማ ተመረቕ። ድሕሪኡ ናብ ስራሕ ተዋፊረ። ዝበዝሐ ግዜ ግና ኣብ ገዛ ኮይነ እየ ዝሰርሕ ነይረ።

*** ብዛዕባ 'ኦርሶሊኖ' ገለ ክትብልና..**

- ቤት ትምህርቲ ኢደ-ጥበብን መውዓሊ ህጻናትን'ዩ። እቲ ናይ ኢደ ጥበብ ንኹሉ እዩ ዘጠቓልል። ቅዲ-ኽዳንን ዝተፈላለዩ ኢደ-ስርሓትን። ኩለን መምህራን ደናግልን'የን። ብተገዳስነት'የን ዝምህራ'ኻ።

*** ብወገንኺ ኑቲ ስልጠና ከመይ ተኸታቲልክዮ?**

- ጽቡቕ! ኣመና ጽቡቕ። ኣብ ውሽጠይ ዝነበረ ድልየት ስለዝኾነ ኑቲ ስልጠና ምሉእ ኣደህቦ ሂበ እየ ተኸታቲለዮ። መቸም ኣብ ዝኾነ ዕትብ ዝበለ ትምህርቲ ሳሕቲ ኣሎካ ምሽ ከም ሰብ ምስልቻው ዘሎ እዩ፡ ኣነ ግና ሰልቺዩኒ ኣይፈልጥን እዩ። ምሉእ ፍቕርን ድሌትን ናይ'ቲ ጥበብ ስለዝነበረኒ፡ ደስ እናበለኒ'የ ኑቲ ትምህርቲ ዝከታተሎ ነይረ።

*** ስልጠና ድሕሪ ምውሳድኪ እንታይ ገርኪ?**

- ኣይደንጎኹን፡ ቀልጢፈ እየ ኑቲ ዝተመሃርክዎ ኣብ ገዛ ኾይነ ክሰርሓሉ ጀሚረ። ምኽንያቱ ኑቲ ብግብርን ብኽልሱ-ሓሳብን ዝተመሃርክዎ ዝያዳ ብግብራዊ ተመክሮ ኣብ ኣእምሮይ ክስፍሮን ክረቛቐሉን ስለዘለኒ፡ ስራሕ ኣብዚዶ ኣቡቲ እረክብ ከይበልኩ፡ ባዕለይ ኣብ ገዛ ክትሓሓዞ ጀሚረ።

*** ከመይ ዝበለ ስራሕ?**

- ዝፈልጡኒ ሰባት ዝኣዘዙኒ እሰርሓሎም ነይረ። ባዕለይ ዲዛይን ገይረ ዙዓልዎ ቦርሳ ኢድ ናይ ደቀንስትዮ'ውን ብብዝሒ ነይሩ። ብዘይካዚ ምትዕርራይን ምጽባብን ምግፋሕን በበይኑ ዓይነት ክዳውንቲ'ውን እሰርሓሉ ነይረ። ድሕሪኡ ኣብ ትካል ጎልፎ እንዳ ጉርጃ ስራሕ ጀሚረ።

*** ብዛዕባታ ባዕልኺ ዲዛይን ዝገበርክያ ቀዳመይቲ ክዳን ክተዕልልና..**

- ናይ መሓዛይ ኣብ ደገ ዘላ'ያ ነይራ። እታ ዲዛይን ኣብ ከምዚ ረጂ ዓይነት'ዩ ርእየያ መጀመርታ። ድሕሪኡ ናብ ምሉእ ክዳን ክቕይራ ከም ዝኽእል ሓሳብ ስለዘምጽኣትለይ፡ ናብ ምሉእ ክዳን ቀይረ፡ ንመሓዛይ ከም ህያብ ኣበርኪተላ።

*** ቅዲ-ክዳን እንታይ እዩ? ካብ ተሞክሮኺ ክትገልጽልና...**

- ቅዲ-ክዳን ማለት፡ ንሓደ ጨርቂ ከመይ ገይርካ ምስ ኣካላት ሰብ ተወሃህዶ፡ ግዜን ድሌትን ናይ ሰብ ፈሊጥካ ከመይ ጌርካ ትቐዶ፡ ቀዲድካ ድማ ከምይ ትሰፍዮ፡ ንሓደ ሕብሪ ከመይ ጌርካ ምስ ካልእ ሕብሪ ትጽንብሮ፡ ንለባሲኡ ዘምሕረሉ ንረኣይኡ ድማ ዘዕግብ ማራኺ ጌርካ ተቕርቦ ማለት እዩ ብሓፈሻኡ።

### * ኩሉ ቅዲ ክዳን ዝተማህረ ሰብ ዲዛይነር ክኸውን ይኽእልዶ መስለኪ?

- ክኸውን ይኽእል፡ ኪይከውን ይኽእል። ከከም ኣተሓሕዛኻን ተገዳስነትካን'ዩ። ኩሉ ነገር ብዝተሞከሮን ብቐጻሊ ልምምድን'ዩ ዝምለኽ። ስለዝተመሃርካ፡ ክኢልካ ወይ መሊኽካ ማለት ኣይኮነን። ስለዚ ዝኾነ ሰብ ተማሂሩ ምጽኢ ኢሉ ዲዛኖር ክኸውን ከጸግሞ ይኽእል እዩ። ስለዚ፡ ኣብ ምቕዳድ ጨርቂ ደፋር፡ መሃዚ፡ ተዓዛቢ፡ ዓይነትን ባህርን ጨርቂ ዝፈልጥ እንተኾይኑ፡ ብዝሒ ዝተፈላለዩ ዓይነት ኣቃድዳ ኣጭርቕቲ ናይ ሃገርና ይኹን ከባቢና ዋላውን ናይ ካልእ ዓለም ዘዕዘብን ዝከታተልን እንተኾይኑ፡ ብዓይነቱ ፍልይ ዝበለ ቅዲ ከውጽእ ስለዝኽእል ዲዛይነር ክኸውን ዘይክእለሉ ምኽንያት የለን። ኣብ'ቲ ሞያ ዓመታት ናይ ዘጥፋእካ ኣይኮነን። ደፋርን ሓድሽ ዓይነት ቅዲ ዝሰደፍን ቀጻሊ ብኡኡ ዝሓስብን ኣእምሮ እንተ'ለካ ጸገም የብሉን።

### * ምርኢት ቅዲ-ክዳን ኣቕሪብኪ ነይርኪ፡ ኣበይን መዓስን ኢኺ ኣቕሪብክዮ? ከመይከ ነይሩ?

- ኣብ ወርሒ ጥሪ ናይ'ዚ ሒዝናዮ ዘሎና ዓመት፡ ብሃማመተኤ ኣብ ዝተወደበ መደብ መኣዲ ስኡጥቡቡ ኣብ ሆቴል ሳንሻይን ኢና ኣቕሪብናዮ። ብምትሕብባር ናይ'ቶም ንሰርሓሎም ዝነበርና ትካል (እንዳ ጉርጃ) ምስ ካልኣይተይ (ኤልሳ ሓጎስ) ኮይንና ኢና ኣቕሪብናዮ። ናይ ፈለማ ተመክሮና እዩ ነይሩ። ብጣዕሚ ድማ ጽቡቕ ነይሩ። ኣብ ኤሪቲቪ ኣብ መደብ መኣዲ ስኡጥቡብ ብዝሰፍሐ ስለዝቐረበ ድማ ብዙሕ ሰብ ተኸታቲልዎ ነይሩ።

### * ዝረኸብክምኦ ግብረ-መልሲ ከመይ ነይሩ?

- ካብ ተዓዘብቲ ይኹን ፈተውትናን መሓዙትናን ዘተባብዕ ርእይቶታት መጺእና። ብዚ ኣጋጣሚ ንኹሎም ኣብ ምውዳብ እቲ መደብ ዝተሓባበረና ሃማመተኤን ኑቲ መደብ ኣብ ምስላጥ ዝተሓጋገዙ ውልቀሰባትን ከመስግን እደሊ። እቲ መደብ ንዓይ መጀመርታይ እዩ ነይሩ። ዲዛይነር ኤልሳ ሓጎስ ግና ኣብ ኮለጃትን ካልእ ኣጋጣሚታትን ክተቕርብ ጸኒሓ'ያ። ስለዚ ንዓይ ዝያዳ ፍሉይነት ነይርዎ።

### * እቲ ኣብ'ቲ ኣጋጣሚ ንምርኢት ዘቕረብክምኦ ክዳውንቲ ከመይ ኮነ?

- ብሰባት ማገራ ጠለብ ረኺቡ። ብዙሓት ሰባት ናብ'ቲ ንሰርሓሉ ትካል እናመጹ ክንሰርሓሎም ብብዝሒ ይእዝዙና ነይሮም። ጽልዋኡ ቀሊል ኣይነበረን።

### * ካብ ምንታይ እዩ ትብሊ?

- ፈትየምልና እየ ዝብል። (ሰሓቕ)

### ኣብ'ቲ ምርኢት ሓወሲ ኣቕፈታ ዝቐረብልክን ኣይነበረን?

- ኣይነበረን፡ ዝበዝሐ ሰብ ዓጊቡሉ'ዩ። ገለ ውሑዳት ኣብ እዋን ምርኢት፡ ኣብ ምውህሃድ መዚቃ ዝያዳ ስራሕ የድልዮ ምንባሩ ዝገለጹልና ነይሮም። እቲ ምርኢት ኣብ ሓድሽ ዓመት ክቕርብ ስለዝነበሮ፡ ብወገንና ቅሩብ ናይ ታህዋኽ ስራሕ ነይርዎ ክንስ፡ ብኸምዚ ተዓዊትና ምውጻእና ዕግበቲ'የ።

### * ካብ ክኢላታት ናይዚ ዓውዲ ዝረኸብክናኦ ርእይቶ ወይ ሓሳብ ነይሩዶ?

- ከምዚ ዝበለካ እዩ። ብሓፈሻኡ ጽቡቕ እዩ ነይሩ እቲ ግብረ-መልሲ፡ ኣብ'ዛ ቅዲ እዚኣ፡ እዚኣ ከምዚ እንተ ትኸውን፡ እቲ ከምዚ እንተ ዝኸውን፡ ኣብ ኣፈጻጽማ ከምዚ እንተ ዝኸውን፡ እዚ ሓድሽ ቅዲ ኣይኮነን፡ ልሙድን ነዊሕ እዋን ክልበስን ዝጸንሐ እዩ ኢሉ ሃናጺ ርእይቶትታት ዝሃበና ኣይነበረን። ንሕና ንደልዮ ግና ንሱ እዩ።

### * እቲ ዘቕረብክናኦ ምርኢት ቅዲ ክዳን ናይ ክልቲኡ ጾታ ድዩ ነይሩ?

- ኣይኮነን። ናይ ደቀ-ንስትዮ ጥራይ እዩ ነይሩ። ንሱ'ውን እዩ ብብዝሒ እናተለምደ ክምጽእ ጸኒሑ። እንቋዕ ኣሳህ! ሓደ መዓልቲ ንናይ ደቂ-ተባዕትዮ ጥራይ ዝምልከት ምርኢት ቅዲ-ክዳን ክቐርብ። ብዙሕ ስራሕን መሃዝነትን ምድላዋትን ስለዘድልዮ ግዜ ይወስድ እዩ።

### * ስለምንታይ እዩ ናይ ደቂተባዕትዮ ዝያዳ ስራሕን መሃዝነትን ዝደሊ?

- ናይ ደቀንስትዮ ኣመና ብዙሕ ቅድታት ኩተውጽኣሉ ዕድል ይህበካ'ዩ። ቀጻሊ ኣብ'ቲ ስራሕ ስለንጽመድ'ውን ቀሊል ኮይኑ ክስመዓኒ ይኽእል'ዩ። ናይ ደቂተባዕትዮ ክዳውንቲ ግና ሓያል ሜላ ዝሓትት ኮይኑ ይስመዓኒ። እዚ ክብለካ ከለኹ፡ ንኮበሰይ ከም ኣቡት ብምውሳድ'ዮምበር ካብ ናይ ደደቀንስትዮ ናይ ደቂተባዕትዮ ዲዛይን ክጥበሩ ዝቐለም ከኣ ኣለው። ኣብ'ቲ ዝያዳ ትግደስሉ ኢኻ ዝያዳ ተድምዕ።


ፈሪዳ ምስ ናይ ኢደ-ጥበብ መማህርታን መምህራ ሲ/ር ክለመንቲናን

### * ሓንቲ ጓሉ-ንስተይቲ ናይ ደቂ-ተባዕትዮ ሓድሽ ንድፊ ክተቕርብ ትኽእልዶ?

- ይከኣል እዩ። ኣብ ሃገርና ብኣንጻሩ እዩ ዘሎ። እቶም ደቂ-ተባዕትዮ ዲዛይነራት ብብዝሒ ናይ ደቀ-ንስትዮ ኣልባሳት የዳልዉ። እተን ደቀ-ንስትዮ ግና ናይ ደቀ-ንስትዮ ጥራይ እየን ዘዳልዋ ዘለዋ። ሓደ ክልተ ኣብዚ ግዜ እዚ ደፊረን ናይ ደቂ-ተባዕትዮ ቅዲ ኣልባሳት ከቕርባ ዝጀማመራ ኣለዋ። ስለ'ዚ እዚ ኣብ'ዚ ምድኻብ፡ እቲ ኣቡቲ ምድኻብ እቲ ትብሎ ኣይኮነን።

### * ኣብ ቅዲ-ክዳን ዝጥፍ ዲዛይነር ከመይ ክኸውን ኣለዎ? ወይ እንታይ ክገብር ኣለዎ?

- ናይ ምዕዛብ ክእለቱ ፍልይ ዝበለ፡ ብዙሕ ዝዕዘብ፡ ሓድሽ ቅዲ ንምቕራብ ቅልጡፍ ኣእምሮ ዘለዎ፡ ደፋር፡ መሃዚ፡ ንውሽጣዊ ስምዒቱ ዘለልን ዘይዓግትን፡ መሰረታዊ ዓቐናት “measurements” መባእታዊ ስእሊ

ዝፈልጥ፡ ተመክሮኡ ብቕጻሊ ፈተነ ዘዕብዮን ሓሳብ ዝቕበልን፡ ብዙሕ ባህልታት ዝፈልጥ፡ ጽባቕ ወይ ጥበብ ኣገዳሲ ዝምስጦ ወዘተ ክኸውን ኣለዎ። ስለዚ፡ … ዲዛይነር፡ ንዝተለብሰ ቅዲ ዝደግም ዘይኮነ፡ ሓድሽ ንድፊ ዘውጽእን ወህደት ሕብርን ኣፈጻጽማን ዝፈልጥ ኣርቲስት እዩ…



*** ንሓደ ሓድሽ ቅዲ-ኽዳን ጽቡቕ ዘብሎ እንታይ እዩ? እንታይ እዩ መዐቀኒኡ?**

- ጥበብ ኣቐዳድዳኡን ኣሰፋፍያኡን እዩ። ምቕዳድ ጥራይ ዘይኮነ፡ ከመይ ተሰፍዩ? ኣረጋግጻኡ ድራብ ዘይብሉ ስጡም ድዩ? ማለት ወጀሃላይ ዘይኮነ ድዩ? ከተረጋግጾ ኣሎካ።

*** ኩሉ ኣብ ምርኢት ዝቐርብ ሓድሽ እዩ ማለት ድዩ?**

- ኩሉ ሓድሽዩ ማለት ኣይመስለንን። ንኣብነት ኣነ ባድላ ኣዳልየ ዘይፈልጥ ኮይነ፡ ብናተይ ቅዲ ባድላ እንተደአ ኣዳልየ፡ ንዓይ ፍሉይ ስራሕ ስለዝኾነ፡ ከም ፋሽን ከቕርቦ እኽእል እየ።

*** ኣበይ ዓይነት ቅዲ ኢኺ ዝያዳ ትነጥፊ? ኣብ ባህላዊዶ ዘመናዊ?**

- ዝያዳ ኣብ ዘመናዊ ቅድ-ክዳን እየ ዝነጥፍ። ዘመናዊ ቅዲ-ክዳን ምሒር እዩ ዝምስጠኒ? ኣብ'ቲ ዘመናዊ ኣልባሳት፡ ሓድሽ ቅዲ መታን ከውጽእ ብዙሕ መጽሔታት (ናይ ደገ) እገናጽል እየ። ኣብ ቲቪ'ውን ኣብ ናይ ፋሽን ቻነላት እናተኸታተልኩ ንመሃዝኦተይ ከስፍሖ እፍትን'የ። ኣብ ባህላዊ'ውን እነጥፍ እየ። ከከም ኩነታቱ ምስ ዘለኒ ግዜ ኣወሃሂደ ክዕሞ እየ ዝፍትን።

*** ኣማዕዲኺ ናይ ዝረኣኽዮ ክዳኑ ደገምኪ ናይ ምስፋይ ዓቕምኺ ከመይ ትገልጽዮ? ማለት ዝረኣኽዮ ክትደግሚ ትኽእሊዶ?**

- ብርግጽ። ኣብነት እዛ ተኸዲነያ ዘለኹ ብኸምኡ'የ ኣዳልየያ። ዝበዝሕ'ውን ጽቡቕ ዝመጸልካ'ውን ኣማዕዲኻ ንዝረኣኻዮ ክትሰፍ እንክለኻዩ። ብዙሕ ናትካ ቅድታት ኢኻ ትሕውሰሉ። ስፉይ ክዳን ኣብ ጣውላ ኣቐሚጥካ ክትሰፍ እንተኼንካ ግና ምቕዳሕ'ዩ'ምበር መሃዝኦት ዘይክትሕውሰሉ ትኽእል ኢኻ።

*** ኣብ ባህላዊ ክዳን ሓድሽ ማለት ፋሽን ክንሕውሰሉ ንኽእልዶ?**

- ንኣብነት ኣብ ባህላዊ ኣልባሳት ደቀ-ንስትዮ እንተ መጺእና፡ ቀደም ገፍላው ዓይነት ኮይኑ ጻዕዳ ጥራይ ነይሩ ሕብሩ፣ ኣብዚ ግዜዚ ግና፡ ምስ ቅርጺ ኣካላት ናይተን ደቀ-ንስትዮ ዝኸይድ፡ ዝተፈላለየ ዓይነት ሕብሪ፡ ዝተፈላለየ ዓይነት ቁመት፡ ማለት ግድን ነዊሕ ክኸውን ዘይብሉ፡ ንዘይከውን ሓጺርን ዝተፈላለየ ዓይነት ቅድን ዘለዎ እዩ ዝዓለ ዘሎ። ኣብ ኣሰላልማኡ'ውን ሓደ ዓይነት ስእሊ ወይ ንድፊ ጥራይ ዘብረ፡ ሕጂ ግና ካልእ ዓይነት መልክዕ እናተወሰኸ ይኸይድ ኣሎ።

*** ኣብ ናይ ቅዲኽዳን ስራሕኪ ብፍልይ ክትብልዮ እትደልዪ**

- ከመስግንየ ክደሊ። ብቐዳምነት ንስድራይ ብምሉኦም ከመስግን እደሊ። ባባ ብፍሉይ የተባብዓኒ እዩ። ዝደለኽዎ ነገሮ ዘማልለይ። መሓዛይ ዓይነትዩ። ምስ ስራሕ ቅዲ ኽዳን ኣብ ዝታሳሰር ክሳተፍ እደሊ ኣብ ዝሓበርክሉ ኹሉ፡ ኩነታተይ ርእዩ ምስ እንዳ ጉርጂ ንኽሰለ ዕድል ዝኸፈተለይ፡ ዲዛይነር ኣካሉ ጥላሁን ብልቢ ኣመስግኖ። መሳርሕተይን ዘተባበዑንን ኩሎም ኣብይ ጉርጂ ምስ በዓልቲ ቤቶምን ደቆምን፡ ስምኦን ጉርጂ፡ ዓብድራሕማን ዳውድን ኤልሳ ሓጎስን ኣመስግኖም።

*** ኣብ መወዳእታ መጻኢ መደብትኪ ከተካፍልናዶ?**

- ከምዚ ክበለካ ዝጸናሕኩ እየ። ብዙሓት ዲዛይነራት ይፈርዩን ይቕልቐሉን ስለ ዘለው፡ እቲ ውድድር፡ እቲ ዕዳጋ እናዓበየ እዩ ዝኸይድ ዘሎ። ስለዚ፡ ብዙሕ ጻዕርን ፈጠራን ስለ ዘድሊ፡ ተገዚ ብዙሕ ክሰርሕ፡ መመሊሰ ብተመክሮ ኣገዳሲ ከጽርዮ እዩ እቲ ዝዓበየ መደበይ።

**የቐንየልና!**

# ኣኽዓየ

ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

## ዘዋደቕክዎ ፍቕሪ

‘ሽኮሪና፡ ደሓን ዶ ኣሎኻ?’

‘መዓረይ ከመይ ኣሎኺ?’

‘ፈጣሪ ይመስገን ጽቡቕ ኣለኹ። ንስኻ ኸ ከመይ ኣሎኻ?’

‘ከምዚ ናትኪ ጥዑም ዘረባ ምስኣን እንተዘይኮይኑ ኣዝየ ጽቡቕ ኣለኹ።’

‘ዘረባይ ጥራይ ድዩ ጥዑም?’

‘ድምጽኺ ኸኣ’ባ ጥዑም። ተሃዊኽካ እንተዘይኢልክኒ ካልእኪ‘ውን ጥዑም’ዩ ዝመስል። “ካብ ጥዑም ቃንጫ ጥዑም ድምጺ ይወጽእ” ድዩም ዝምስሉ ለባማት።’

‘እንታይ ደኣ ናብ ይመስል ኣድሂብካ? ጋጊኻኒ ዲኻ?’

‘እወ። ምናልባት ተሌፎን ስለዝቐየርኩ‘ውን ስምኪ ኣብታ ሓንቲ ሞባይል ተሪፉ ክኸውን ይኽእል’ዩ። እምበር ድምጽኺስ ኣይሓደሰንን።

‘ተሌፎን ዲኻ ቀይርካ ጓል ኢኻ ቀይርካ?’

‘ኤሪተል’ሞ ተሌፎን’ምበር ኣዋልድ ዘይቕይሩ። ከም ዝጠዓመኒ ኸኣ ክገብር ይኽእል’የ። ጓል እንተ ኣብያትኒ ጓል ይቕይር፡ ተሌፎን እንተኣብያትኒ ድማ ተሌፎን ይቕይር።’ ናይ መን ድምጺ ምዃኑ ክርደኣኒ ስለዝጀመረ ዝመጸኒ መለስኩ።

‘ኣወዳት ደኣ ከምኡ እንዲኹም።’

‘ከምኡ’ወ። ክትድውለለይ ኣይደልን’የ ንዝበለት ሰላማ ኣይንዘርግን። ንዘይሰልጠካ ገንዘብካ ኣይትወድእ ንዝበለት ዘረብኣ ንሰምዕ። ኣረ ናይ ኣወዳትሲ ይጽናሕ፡ ናትኪ ንግበር። ካብ ሎሚ ንደሓር ክትድውለለይ ኣይደልን’የ ኢልኪ ዶ ኣብ እዝነይ ኣይዓጸኽኒን። ንስኺ ደኣ ባዕልኺ ወረቐትኪ ዝዓጸኺ ሰብ ተሌፎንኪ እንተረሳዕክዎ የመልክዓለይ እንድዩ። ኣይትቕበለንን’ያ ኢለ ብጽሑፍ መልእኽቲ ክሰደልኪ ምስ ጀመርኩ ከኣ ‘በጃኻ’ባ ቁጽሪ ተሌፎነይ ‘ደሊት’ ግበሮ ኢልክኒ። ንድሕሪት ገጹ ዝርኢ ልቢ ከምዘይብልኪ ምስ ፈለጥኩ ከኣ ቁጽሪ ተሌፎንኪ ደምሲሰዮ። ግርም’ባ ናትኪስ ‘ይደፍኦኦ’ሞ ተመሊሰን ይሓፍሰኦ……።’

‘ሕርቃን ኣይትፈልጥን ዲኻ? ሓሪቓ ከምኡ ኢለካ። ዝሓረቐ ሰብ እንታይ ዘይዛረብ። ረሲዕካዮ’ምበር ሽዑ’ኮ ጸሪፈካ’የ። ብዙሕ ንዓኻ ዘይግባእ ኢለ ይኸውን’የ፡ ግን…….።’

‘ብዓቢኡ’ኮ ኣነ ንዓኻ ዝግባእ ሰብ ኣይኮኩን ኢልክኒ ኢኺ። ምኽንያት ከተረድእኒ ስለዘይክኣልኪ ኸኣ ምሳይ ዝነበረኪ ፍቕሪ ኣብ ሰሙን ኣቋሪጽክዮ። ስለምንታይ ከምኡ ጌርኪ ንኽተረድእኒ ‘ውን ግዜ ኣይሃብክንን። ንዓይ ዝኸውን ደኣ እንታይ ዶ ጌርኪ ኢኺ?’

‘በጃኻ ሕጂ ትማሊ ዝገበርክዎ ነገር ዝደግመለይ ሰብ ኣይኮንኩን ዝደሊ ዘለኹ። ሕጂ ከመይ ኣለኹ ዝፈልጠለይ ሰብ’ዩ ዘድልየኒ ዘሎ።

‘ደሃይኪ ካብ ዘይሰምዕ ሽዱሽተ ወርሒ ንዝገበርኪ ሰብ’ሞ ብኸመይ’የ ከመይ ከምዘለኺ ክፈልጥ። እሞ ከኣ ንምንታይ ጠንጢንክኒ ወላ ሓንቲ ስለዘይፈልጥ…….።

‘እዚን እትን ኣይትበል። በቃ ጌጋ ትፈልጥ እንዲኻ፡ ተጋግየ። ልዕሊ ተጋግየ’የ በዲለካ ምባል ካልእ ዝገልጸኒ ዘረባ ኣይረኸብኩን። ይቕረ ትብለለይ ዲኻ ኢለ ኣይሐተካን’የ። ጥራይ ይቕረ በለለይ። ኣበይ ኣለኻ ክመጸካ…..’

‘እንታይ ክትገብሪ ኢኺ’ሞ ክትመጺ?’

‘ክስዕመካ። ከምቲ ናይ ቀደም ጥምጥም ኢለ ክሓቑፈካ። እምበር እንታይ ዘለቃሕካኒ ገንዘብ ነይሩ ደኣ’ሞ ክመልሰልካ ክመጽእ።’

‘ናይ ምንታይ ኢኺ’ሞ ክትስዕምኒ? ስለዝናፈቕክኒ ወይ ‘ውን ከም ቀደምኪ ተፍቅርኒ ስለዘለኺ?’

‘ስለዘፍቅረካ’ምበር’

‘እሞ ኣነ ደኣ ሕጂ ፍቕሪ ዘይብለይ።’

‘ኢሂ ናበይ ከይዱ?’

‘ኣዋዲቐዮ።’

‘ሓንቲ ነገር ጥራይ ኣፍቅደለይ።’

‘ምስ ነገርክኒ።’

‘ተጓዳኢት ትፈልጠኒ ዲኻ?’

‘ንዘፍቀረ ልቢ ዶ?’

‘በጃኻ ሓንቲ ነገር ክሓተካ’ሞ ፍቓደኛ ክትከውን ቃል እቶ።’

‘ሕራይ’

‘እሞ ኣብታ ዝተፈላለናላ ቦታ ጽባሕ ሻሂ ከስትየካ።’

‘ንዕረቕ ኣይመስለንን።’

‘ንፈላለ ‘ውን እመስለና ኣይነበረን……….።’

# በትሪ መርዓት

መርዓት ንቡርክን ኣጥፌእክን ተባሂለን ኣድጊ ሰሪረን (ክዝክሮ'ኳ ተጸልኣኒ) ንዓደን ይምለሳ። እቲ ዘገርም ነገር ድማ እተን ከምኡ ዝኾና ኣዋልድ'የን ብጸርፊ ክስሃላኣ ዝቕንያ። እንተስ ፈትያ ወይ ተጋግያ ብዝገበረቶ ስሕተት ድማ ልባ ተሸዊሩ ይቕኒ። ይፈለጥ ኣይፈለጥ እቲ ነዚ ስሕተት ዝፈጸመ ጉብዝ በረኻኡ ተሸሪቡ ይውርሕ። ነውሪ ከም ዝፈጸመ ተረዲእዎ ብስክፍታ ተበሊዑ ይውርሕ። ግዳ ክንዲ ናይ መርዓት ኣይስቀቕን። ዋላ'ኳ እታ መርዓት በዚ ናይ ሓንሳብ ስሕተት ንዘመጽእ ግዜ ከም ሓያም ተጸብጺባ ትመርያ፡ እቲ ወዲ ግን ሃገርገር ዝበለ ዳስ ተተኺልዎ ከም ሓድሽ ይምርያ። ወዮ ጓል ኣቕዲማ እንተሓቢራ'ዩ ክምርዓዋ ወይ 'ውን ክኸሕሳ ዝድለ'ምበር፡ ብዕበጦ ዕበጦ በቕሊ ሰሪረን እንዳ መርዓዊ በጺሐን 'ኣይጠዓያን' ተባሂለን እንተተመሊሰንስ ግዳይ ዋሬዳ መርዑን ኣውዳልን ዓዲ'የን ዝኾና።

መልሓስ መፍለስ ዶ ተደሪርኪ ኔርኪ

ክሳድ ክሳድ ህባ ዝለመድኪ።

እዞም ስድራ'ኺ ልቦም ተደፊኑ

ቀይሕ ክዳን ምርኣዩ ዝሰኣኑ።

ዘይተዘርበ መሬት ብእዋኑ

ጽምዲ ብዕራይ ዶ ኣሕሊፉልኪ ኮይኑ።

ተሸፊኒ ወጮ ተሸፊኒ'የ

ንሱስ ከይዱ በረኻ ምሕዳሩ'የ።

ኣደይ እከሊት ደቅኸን ሓልዋ

ከይመጸክን ዝለመዳ ጣዕዋ።

ኢልካ ዘይውዳእ ናይ ጸርፊ ደርፉታት'ዩ ዘለወን። ኣውዳት ግና ነዚ ኣብ መርዓት ዝዘንብ ጸርፊ ምጽዋር ይስእንዎ'ሞ ቅጥን ኢሉ ርሑስ በትሪ ቈሪጾም ኣብ ኢዶም ይሕዙ። ንወዮ ክጸርፋ ኢለን ኣብ ማዕጾ መርዓት ዝተኣኻኸባ ኣውላድ ብወዮ በትሪ ይሰሃልወን። ናብ ስላዕ ብዕራይ ገጹ ዝኸደ ዘሰምብር እምበር ዘይሰብር በትሪ ብምኳኑ ክሳብ ኣጸቢቓን ዝርሕቃ ብወቕዒ ይጉየወን። ክሳብ ዘእውያ እንተ ተወቒዓ 'ውን ዝዘረ ስድራ የልቦን። ዘይሰምዓ እናኾና'ምበር ከምኡ ኢለን ክደርፋን ክዝልፋን ዝደሊ ኣካል እቲ ሕብረተሰብ ዋህራሮ'ዩ። ሓብቶም ትኹን ጓል ዓዶም ብኸምዚ ኣግባብ ክትዝለፍ ዝሰምዑ ኣገባብዝ ዓዲ ብዘይ ንሕሲያ ከሳጉግወን ይኽእሉ።

'ልቢ እንተልይኩም ምኣሰርኩም ዓርክኹም።' ኢለን ይደርፋሎም። ግዳ ክሳብ ኣእውየን ዝዓርቕ ዝረኽባ ኣይሓድግወንን። ብፋላይ እቲ ንኸምኡ ኢሎም ዝቘረጽዎ በትሪ ኣብ ኢዶም ክሳብ ዘሎ ንማለቱ ንሕሲያ የብሎምን። ነዚ ንኸምዚ ዝጥቀምሉ በትሪ'ዩም ድማ 'በትሪ መርዓት' ኢሎም ዝጽውዕዎ። እምበር እተን ምስ መርዓዊ ኣብ እንዳሐማኣን ትሕጽን ዝጥርያ መርዑስ ንዓኣን ተባሂሉ ዝስራሕ በትሪ የብለንን። ንቕላጦ(በትሪ መርዓዊ) ትሕቲ ማእሲ እናሓብኣ'የን ኣብ ምሕላው ዝሓግያ።



# ከመይ ምጠዓመ......!

## ዝፈተኻዮ እንተዝፈትወካ

‘ሰብኣይ ቅብጥር እንተሓዝካዮ ይነጥር’ ይብላ በዓል ሓትኖይ። መጠኑ ዝሓለፎ ቅብጥር ካብ ጠቕሙ ጉድኣቱ ስለዝበዝሕ’የን ድማ ከምኡ ዝበላ። ብልክዕ ንሰብ ስለምንታይን ክሳብ ክንደይን ተቀባጥረሉ ምፍላጥ ኣገዳሲ’ዩ። ዝበዝሑ ሰባት ንምቅብጣር ንስኻ ‘ውን ጽቡቕ ክንክን ንኽትረክብ ኢልካ እተንጸባርቖ ነገር ምዃኑ’ዩም ዝዛረቡ። ኣነ ግና ስለዝፈትወኒ’የ ዘቀባጥረልኪ። በቃ ካልእ መግለጺ የብሉን። ስለዝፈትወኒ ጥራሕ። ብጉንደይ ከኣ ንቕብጥር ዝተፈጠርኩ’የ ጓለይ። እንተዘይ ኣቀባጢረልክስ ከይደቀስኪ ትሓድሪ እመስለኒ። ሓደሓደ እዋን እተን ንጉሆ ብንጹሃተን ክርእየን ዝደሊ ኣዒንትኺ ቅይሕ ኢለን ክርእየ እንከለኹ ከምዚ ምሸት ከየቀባጠርኩ ዝሰደድኩኺ’ዩ ዝመስለኒ። ሓደ ከምዚ ናተይ ጥዑም ጸገም ዘጋጠሞ ዓርከይ ኣብ ካፈታት ምስ ኣተና ኑቲ ሻሂ ኡፍ ኢልካ ኣስትየኒ’ያ ትብለኒ ምስ በለ ‘ደሓን ወደይ ማይን ቀጠፍን ሽኮርን ፈላልየለይ ዝብላ መሓዙት የን ዘለዋና’ ምስ በልክዎ ኩርምቲ ሓይሉ ክሳብ ዝረአ’ዩ ስሒቑ።

ካባይ ዝለበምኪ ስለዝኾንኪ ዝፈተወ ሰብ እንታይ ክገብር ከምዝኽእል ኣይጠፍኣክን’ዩ። ከም ዝርደኣኒ ስለምንታይ ክሳብ ክንዳኡ ቅብጥር ትፈትዊ ኣለኺ’ዩ ዘይተረድኣኒ ዘሎ። ሓደ እዋን ‘እቲ ዝዓበየ ካብ ኣፍቃርየይ ዝጽበዮ ነገር ምቅብጣር’ዩ’ ምስ በልክኒ ምቅብጣር ክኽእሎ ተዓጢቐ’የ። ካን ክሳብ ክንድዚ ምሕንቃቕ ትደልዪ ኣይመሰለንን። ወትሩ ኩሉ ዝበልክዮ ክገብረልኪ ካብ ትደልዪ ኣይጠዓመንን። ካብ እተፍቅሮ ሰብ ምፍላይ ጥራሕ’ዩ ዘይጥዑም ዝመስለኒ ነይሩ። ለካ ምስ እትፈትዎ ሰብ ምህላው ‘ውን ዘይምጥዓም ይፈጥር’ዩ። ጓለይ ንፍቕሪ እትኽፍሎ ዋጋ’ዩ ተባሂሉ ዶ ይሕለፍ ይኸውን?



ኣዕሩኽተይ ‘ስብእነትካ እናረከብካ ትኸይድ ኣለኻ’ ይብሉኒ ኣለው። ብዝተፈላለየ ምኽንያት ምሳኦም ኣብ ዝህልወሉ ደዊልኪ ናብዚ ምጻእ ክትብልኒ እንከለኺ ካልእ ኣመኽንየ’የ ካብኦም ዝፍለ ነይረ። ሎሚ ግና ፈሊጠምዎ። ኣነ ‘ውን ‘ደዊላ’ እናበልኩ ካብኦም ተፈልየ ከይተሰከፍኩ ክመጸኪ ጀሚረ። እቲ ምኽንያት ናባኺ ምምጻእ ስለዝጥዕመኒ ጥራይ’ዩ። ንሳቶም ግና ናብ ኣዛዚተይ ቀይሮሙኺ። ፍጹም ሓንቲ ናይቲ ቃል ከዐብር ዘይክእል ምእዙዝ ክሓስቡኒ ጀሚሮም። ኣነ ከኣ ዘቀባጥር ዘለኹ ይመስለኒ። ጓለይ ነገራት ሕውስውስ ኢሎሙኒ። ኣነ የሐንቅቓ ኣለኹ እብል ጀምዓይ ድማ ‘ተቒጻጺራቶ’ የመኽንዩ። ግደ ሓቂ ከምዚ መደብ ኣለኒ ኢለኪ ግድን ምጻእ ክትብልኒ እንከለኺ ንዓይ ‘ውን ግር ይብለኒ’ዩ። እምበር ዶ ህይወት ካልእ ገጻት ከምዘለዋ ትሓስብ ኣላ’ያ እናበልኩ ዝኸድኩሉ እዋናት ሒደት ኣይኮነን። ግዳ በታ ‘ሓንቅቕለይ’ እትብል ደርፊ ስለዝሰበኽኩኺ ኢደይ’የ ዝረክብ ዝህሉ።

ሕንቅቕቲ፡ ንዓኺ ምቅብጣር ስረሐይ ኢለ ሒዘዮ ኣለኹ። ዝደክም ‘ውን ኣይመስለንን። ወዮ ድኣ ዝበዘሐ መሲሉ’ምበር ንዓኺ እንተቀባጠርኩ’ዩ ዝሕሸኒ። ግዳ ንስኺ ‘ውን ገለ ክብደት እቲ ሚዛን ተማቐሊ። መሓውረይ ጉቲረ ኣብ ኩብደይ ከደቅሰኪ እንከለኹ ክሳብ እትጸግቢ ኣይትመገቢ። ቀም ከኣ ይኣኽለኪ።



## ሳይንስን ተክኖሎጅን

# ሌላ ምስ ነፋሪት ቦይንግ 787 “ድሪም ላይነር”

*ሚኪኤል ኣዳም*



ነፋሪት ቦይንግ 787 “ድሪም ላይነር”፡ ብኩባንያ መፍረ ነፈርቲ ቦይንግ ዝማዕበለት፡ ናይ ነዊሕ ርሕቀት፡ ናይ መጓዓዝያ ነፋሪት እያ። እዛ ነፋሪትዚኣ ብኽልተ ሞተረታት እትበርር ኮይና ዝሰፍሐ ጎድኒ ኣለዋ። ኣብ ውሽጣ ድማ ካብ 210 ክሳብ 290 መናብር ተጓዓዝቲ ክግጠማላ ከምዝኽእል ኮይና እያ ተሰሪዓ። እቲ ናይ ተጓዓዝቲ መናብር፡ ክግጠምን ክፍታሕን ይኽእል እዩ። እዚ ድማ፡ ንምቕት ምስእትድለ ገለ ካብቲ መናብራ ይእለ። ንቑጠባ ምስእትድለ ድማ ኩሉ መናብራ ይግጠም ማለት እዩ። ኩባንያ ቦይንግ ከምዝገልጾ፡ እዛ ነፋሪትዚኣ ብዘለዋ ትሑት ሃልኪ ነዳዲ፡ ካብ ቦይንግ ዝዓይነተን ነፈርቲ፡ እታ ዚያዳ ብቕዓት ዘለዋን፡ እታ ንፈለማ ግዜ ኩሉ ዓስከሬና ብ“ ኮምፖዝይት” ዝተባህለ ንጥረ-ነገር ዝተሰንዐ ነፋሪት እያ- ኮምፖሳይት፡ ካብ ብዙሕ ነገራት ዝተወሃሃደ፡ ትርን ፍሽሉትን ዘለዎ ምብሃንድሳት ኤሮናቲካል ምህንድስና ድማ ኣብ መጻኢ ንነፈርቲ መሰንዒ ክኸውን ተስፋ ተነቢርሉ ዝስራሓሉ ዘሎ ንጥረ-ነገር እዩ። ቦይንግ 787፡ ብእተሃልኾ ነዳዲ፡ ካብ ቦይንግ 767 ዝዓይነታ ነፋሪት፡ ብ20% ዝበልጽ ነዳዲ ናይ ምቑጣብ ብቕዓት ከምዘህልዋ ኮይና እያ ተነዲፋ። እቲ እተገጥመላ ኤለክትሪካዊ ስርዓተ በረራ፡ እቲ ኣርባዕተ ገርዚ ዘለዎ ከልካሊ ንፋስ(four-panel windshield)፡ እቲ ኣብ ናይ ሞተረ ሽፋን ዝተገጥመ ካብ ቸቨሮን ዝተሰርሐ ኣውሓዲ ድምጺን እቲ ልሙጽ ዝቕርጹ ኣፍንጫኣን ድማ ገለ ካብቶም ፍሉይ መለለዩኣ እዮም። እዛ ነፋሪትዚኣ ምስታ በዓልቲ ክልተ ሞተረ ጀት ዝኾነት ቦይንግ 777፡ ንድፋዊ ተመሳሳልነት ስለዘለዋ፡ ምኩራት ኣብረርቲ፡ ኣብ ክልቲኣተን ሞደላት ክበሩ ይኽእሉ።

እዛ ነፋሪትዚኣ ቅድሚ'ቲ ኣብ 2005 ዝተዋህባ “ድሪምላይነር” ዝብል ስም፡ 7E7 ተባሂላ'ያ ትጽዋዕ ነይራ። ኩባንያ ቦይንግ ድማ፡ ነዛ ነፋሪት ንምምዕባልን፡ ናብ ደረጃ ፍርያት ንምስግጋራን፡ ምስ ኣብ መላእ ዓለም ዝርከቡ ኣቕረብቲ (suppliers) መጠኑሰፌሕ ናይ ምትሕግጋዝ ንጥፈታት ኣካይዱ እዩ። እቲ ናይ መወዳእታ ናይ ምግጣም መስርሕ ኣብቲ ኣብ ዋሽግተን፡ ኣቨርት ዝተባህለ ከባቢ ዝርከብ ፋብሪካ ቦይንግ እዩ ተኻይዱ።ገለ ነፈርቲ እውን፡ ኣብቲ ኣብ ደቡብ ካሮሊና ዝርከብ ሓድሽ ፋብሪካ ደቡብ ቻርለስተን ተገጣጢመን እየን። ብመሰረት'ቲ መበቆላዊ ውጥን፡ እዛ ነፋሪትዚኣ ኣብ ግንቦት 2008 እያ ኣገልግሎት ክትጅምር ነይርዋ። ብዙሕ እዋንን ብብዙሕ ምኽንያታት ግን፡ ምድንጓያት ኣጋጠማ። በዚ ድማ፡ እቲ ናይ መጀመርያ በረራኣ ኣብ 15 ታሕሳስ 2009 ኣካየደት። ኣብ መፋርቕ 2011 ድማ፡ ናይ ፈተነ በረራኣ ዛዘመት። እቲ ብፌደራላዊ በዓልመዚ በረራ(ፌ.በ.በ) ዝውሃብ መረጋገጺ ብቕዓት ዝኾነ ሰርተፊኬት ድማ፡ ኣብ መወዳእታ ነሓሰ 2011 ተዋህባ።እታ ቀዳመይቲ ሞደል ተዛዚማ፡ ኣብ መወዳእታ መስከረም ተረኪባ። ብ26 ጥቅምቲ 2011 ድማ ፈለሚ ናይ ንግዳዊ ኣገልግሎት በረራኣ ኣካየደት።

እንተኾነ እዛ ነፋሪትዚኣ፡ ኣብ ዝተፈላለየ እዋናት፡ ኣብ በረራ እንከላ ብዘጋጠምዋ ጸገማት፡ ካብ ጉዕዞኣ ክትሰናኸል ጸኒሓ እያ። ሓደ ካብቲ ዘጋጠማ ጸገም ድማ እቲ ኣብ በረራ እንከላ ኣብ መቕመጢ ባተሪኣ ዘጋጠመ፡ ጠንቁ ድማ ላሕኹ ባትሪ ዝኾነን ባርዕ እዩ። እዚም ናይ ባተሪታት ስርዓታት፡ ብናይ ፌ.በ.በን ከኢላታት በረራ ጃፓንን መጽናዕቲ ይግበረሎም ኣሎ። ድሕሪ'ቲ ዘጋጠመ ባርዕ፡ ኣብ ጥሪ 2013 ፌ.በ.በ፡ ኩለን ኣብ ኣመሪካ ዝበራ ቦይንግ 787 ዝዓይነተን ነፈርቲ ካብ ስራሕ ደው ክብላ ዝእዝዝ ኣዋጅ ኣውጺኡ። ሰብ መዚ በረራ ጃፓን፡ ህንዲን ቺለን ድማ ንዑኡ ተኸቲሎም፡ ነዘን ነፈርቲ ዝእግድ ኣዋጅ ኣወጁ። ኩባንያ ቦይንግ ግን ኣብ ሓጺር እዋን፡ ኣብ ባትሪ ናይዘን ነፈርቲ ዝተማሓየሸ ንድፊ ብምንዳፍ፡ ፈተነኡ ምስዛዘመ ግን፡ ፌ.በ.በ ነቲ ዝተማሓየሸ ንድፊ ብ19 ሚያዝያ 2013 ድሕሪ ምጽዳቑ፡ ነቲ ኣንቢርዎ ዝነበረ ማዕቀብ ኣብ 26 ሚያዝያ ናይዚ ዓመት ኣልዒሎ።

### ድሕረባይታ

ኣብ መወዳእታ 1990ታት፡ መሸጣታት ቦይንግ 767ን ቦይንግ 747-800 ክዘሕትል ድሕሪ ምጅማሩ፡ ኩባንያ ቦይንግ መተካእታ ዝኾና ካልእ ሓደስቲ ነፈርቲ ናይ ምምዕባል መደባት ክሕንጽጽ ጀመረ። ክልተ ሓደስቲ ነፈርቲ ንምምዕባል ድማ ኣመመ። እታ ቀዳመይቲ፡ 747X ዝብል ስም ዝተጠመቐት፡ ኣብ ናይ ቦይንግ 747-400 ንድፊ መሰረት ብምግባር እትምዕበል፡ ግን ዚያዳ ንውሓትን ዝሓሸ ብቕዓትን ከምዝህልዋ ክትከውን። እታ ካልኣይቲ ድማ፡ እተሃልኾ ነዳዲ ማዕረቲ ብቦይንግ 767 ዝሃልኽ ኮይኑ፡ ፍጥነታ ግን ብ15% ካብ ናይ 767 - ማለት 0.98 ማኩ ዝኾኑ “ሶኒክ ክሩሰር” ዝተባህለት እያ። 747X ንልቢ ዓደግቲ ክትሰልብ ኣይከኣለትን። “ሶኒክ ክሩዘር” ግን፡ ዋላ'ኳ ብዛዕባ እቲ ኣብ ኣብ ምስራሓ እትሓትቶ ዋጋ (operating cost) ስግኣት ከምዝሓደረን ይግለጹ፡ ብዙሓት መገዲ ኣየራት እየን መበእታዊ ግዳሰ ኣርእየን እየን።

ኣህጉራዊ ዕዳጋ መገዲ ኣየራት፡ ቡቲ ኣብ 11 መስከረም 2001 ዘጋጥመ መጥቃዕትን ናህሪ ዋጋ ነዳድን ተዛብዐ። ከም ውጺኢቱ፡ መገዲ ኣየራት፡ ኣተኩረኣን ኣብ ክንዲ ኣብ ፍጥነት ኣብ ብቕዓት ዛዘወ። እተን ብኸቢድ ቁጠባዊ ቅልውላው ዝተናኸፋ መገዲ ኣየራት ድማ እየን ን“ሶኒክ ክሩዘር” ክሽምታ ተስፋ

ተገይሩለን። እንተኾነ ግን ቦይንግ ኑቲ ናይ "ሶኒክ ክሩዘር" መደባት፡ ኣብ ታሕሳስ 2002 ብወግዒ ሰረዞ። ኣብ 29 ጥሪ 2003 ግን፡ ኣብ ተክኖሎጂ ሶኒክ ክሩዘር ተሞርኪሱ፡ 7E7 ዝተባህለት ነፋሪት ከምዝምግዕበል ኣፍለጠ። ኣብ ሓምለ 2003፡ ነታ ነፋሪት ዝኸውን ስም ንምርጃሕ ህዝባዊ ናይ ምርጫ ሲያመ ብናይ ኢንተርነት ቀጥታዊ ምርጫ ተኻየደ። ኣብ ዝተገበረ ምርጫ ድማ 500,000 ሰባት "ድሪም ላይነር" ክትበሃል ስለዘድመጹ እቲ ስም ብወግዒ ተዋህበ።

### ናይ ንድፊ መድረኽ

ኣቐዲሙ ከምዝተገልጸ፡ 787 እታ ንፈለማ እዋን ብኮምፖዛይት ዝተባህለ ንጥረ ነገር፡ ፊስቶ መሰል ቅርጺ ዝተሰርሐት ነፋሪት እያ። እተን ልሙዳት ነፈርቲ ግን፡ ብ50,000 ዝኣክል መላገቢታት (fasteners) ዝተሊጋገበ ናይ ኣለሚኒዩም ቆጽሊታት(sheets) እየን ዝስንዓ። ኩባንያ ቦይንግ፡ ነዛ ነፋሪት እዚኣ ምንጪ ሓይሊ ዝኾንዋ፡ ክልተ ሓደስቲ ዝማዕበሉ ሞተረታት ሓረየ። እቲ ቀዳማይ "ጀነራል ኤለክትሪክ GEnx" ክኸውን ከሎ፡ እቲ ካልኣይ ድማ "ሮልስ ሮይስ ትረንት 1000" ይበሃል። ኩባንያ ቦይንግ ከምዝገልጾ፡ 787 ካብ ቦይንግ 767 ዝዓይነታ ነፋሪት ብ20% ዝበለጸ ኑዱዲ ናይ ምቑጣብ ብቕዓት ኣለዋ። እቲ ኣርበዓ ሚኢታዊት ካብ ጠቕላላ ብቕዓታ ድማ፡ ቡቲ ፍሉይ ሞተረኣን፡ ዝያዳ ብቕዓት ዘለዎ ንድፊ ስሩምንቅስቃስ ኣየር፡ እቲ ዝተሰናዓትሉ ፊኩስ ንጥረ-ነገርን ዝተገጥመላ ዝተራቐቑ ስርዓታትን ዝርከብ እዩ።

ኣብ መወዳእታ 2004፡ ጠለባት ዓደግቲ ናብ 237 ነፈርቲ ክበ በለ። እቲ ኩባንያ ቦይንግ ዘቕረቦ ዋጋ ሓንቲ 787-8 ዝኾነት ነፋሪት $120 ሚልዮን ድማ፡ ኣገዶ ትሑት ምኳኑ ዝብገስ፡ ንኢንዳስትሪ መሸጣ ነፈርቲ ዘገረመ ነበረ። ኣብ 2007 ዝወጸ ዝርዝር ዋጋ እዘን ነፈርቲ ግን፡ ካብ $146 ምልዮን ክሳብ $200 ምልዮን ደየበ።

### ምስናዕን ቀረባትን

ኩባንያ ቦይንግ፡ ብ16 ታሕሳስ 2003 ምግጥጣም ኣካላት ነፋሪት ቦይንግ 787፡ ኣብ ኤቨርት ዋሽንግተን ከምዝጅመር ኣጋወሐ። ኣብ ክንዲ ቡቲ ዝተለምደ ኣገባብ ግን፡ ቅድሚ'ቲ ናይ መወዳእታ ምግጥጣም ካብ 800 ክሳብ 1200 ሰባት ዝሳተፍዎ ንኣብ ምግጥጣምን ምትካል ካልኦት ስርዓታትን ብምኪያድ እዩ ፈሊሙ።እዚ ሜላ'ዚ ድማ፡ ኑቲ ናይ ምግጥጣም ግዜ ካብ ¾ ክሳብ ሰለስተ መዓልታት ብዝኣክል እዋን ኣሕጺሮ።

ኣካላት ቦይንግ-787 ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ብዝተፈላሊያ ኩባንያታትን እዩ ተሰሪሖ።

ሀ. ክንፊ፦ ኣብ ጃፓን

ለ. ጋድማዊ ኣረጋጋኢ፦ ኣብ ጣልያንን ደቡብ ኮርያን

ሐ. ዓንዲ ኣካል ነፋሪት፦ ኣብ ጣልያንን ኣመሪካን ጃፓንን ደቡብ ኮርያን

መ. መዓጹ ተጓዓዝትን ጽዕነትን ኣብረርትን፤ ኣብ ፈረንሳን ሽወደንን

ረ. ሶፍት ዌራት፤ ኣብ ህንዲ

ሰ. ኣእጋር ነፋሪት፤ ኣብ ፈረንሳን ዓዲ



እንግሊዝን

መፍረን ምድንጓያት ኣብ ምቕራብ ነፈርትን

ኩባንያ ቦይንግ፡ ኣብ ታሕሳስ 2006 እተን ቀዳሞት ዝተሰርሓ ነፈርቲ ልዕሊ ክብደት ምኳነን ብወግዒ ኣፍለጠ። ከም ሳዕቤኑ ካብታ ቀዳመይቲ ነፋሪት ክብደት ንምንካይ ጻዕርታት ክካየድ ጀመረ።እታ ፈለማ ዝተሰርሐት ነፋሪት፡ ካብ ግቡእ ክብደታ፡ ብ2300ኪ.ግ ዛይዳ ከምዝተረኽበት ተፈልጠ። ኩባንያ ቦይንግምበኣር ክብደት ንምንካይ፡ ንገለ ክፋላት'ታ ነፋሪት ዳግማይ ክሰድፎ ከሎ፡ ኣብ ምስናዕ ዝተፈላለየ ክፋላት ድማ ዝያዳ ፍኹሳት ዘለዎ ቲታንዩም ዝተባህለ ንጥረ ነገር ተጠቒሙ። በዚ ዝኣክል ምድንጓይት ሰዓበ።

ብ5 መስከረም 2007፡ ኩባንያ ቦይንግ፡ ሕጽረት ቀረብ መላገቢታትን፡ ዘይተዛዘመ ሶፍትዌርን ዝጠንቑ፡ ካብ መደቡ፡ ን3 ኣዋርሕ ከምዝደንጎ ኣፍለጠ። ድሒሩ ድማ ናይ 6 ኣዋርሕ ምድንጓይ ከም ዝህሉ ኣፍለጠ። ወሲኹ ድማ ናይ ሰለስተ ኣዋርሕ ምድንጓይ ከምዝህሉ ኣፍለጠ። ብ4 ሕዳር ናይ'ቲ ዓመት'ውን ካልእ ምድንጓይ ከምዝህሉ ኣፍለጠ። ጠንቂ ናይ'ዚ ናይ መወዳእታ ምድንጓይ፡ እቲ ምኽንያት ድማ ዘይግቡእ መላገቢታት ኣብ'ታ ነፋሪት ስለዝተረኽበን፡ እቲ ብኢሳታት ጽርበት ሓጺን ናይ'ቲ ኩባንያ ዝተገብረ ስራሕ ደው ናይ ምባል ኢድማ ነበረ።

ቡቲ ዝተፈጥረ ምድንጓይ ዝተቖጥዓ፡ ዩናይትድ ኤርላይንስን ኤር ኢንድያን ዝርከበኣን መገዲ ኣየራት ድማ ካሕሳ ክወሃበን ሓቲተን።

### ንጥረ-ነገራትን ንድፍን

ቦይንግ- 787 ዝተሰርዓትሉ ንጥረ ነገር፡ 50% ኮምፖዛይት፡ 20% ኣለሚንዩም፡ 15% ቲታንዩም፡ 10% ሓጺን፡ 5% ድማ ካልኦት ንጥረ-ነገራት እዮም። ቀንዲ ብልሒ (leading edge) ኣኸናፋን ኣረጋጋእታን ብኣለሚንዩም ክስናዕ ከሎ፡ ቲታንዩም ድማ ኣብ ሞተረን መላገቢታትን የገልግል።

ቦይንግ 787፡ ካብ 15,000 ክሳብ 15,700 ኪ.ሜ ንዝነውሓቱ ርሕቀት፡ ብ903 ኪ.ሜ ኣብ ሰዓት ብዝበጽሕ ፍጥነት ክትበርሮ ትኽእል።

### ተክኒካዊ መረድኢታት

ንቦይንግ 787-9 ከም ኣብነት ብምውሳድ ንተክኒካዊ መረድኢታት ክንድህስስ ክንፍትን ኢና፦

ብዝሒ ኣብረርቲ፦ ክልተ

ብዝሒ መናብር፦ 280

ንውሓት፦ 62.8 ሜትሮ

ንውሓት ክንፊ፦ 60 ሜትሮ

ቁመት፦ 16.9 ሜትሮ

ዝለዓለ ኣብ እዋን ምንፋር ዘለዋ ክብደት - 251,000 ኪ.ግ

ቁጠባዊ ፍጥነት (cruising speed)፦ 954ኪ.ሜ/ሰዓት

እትኽዝኖ መጠን ነዳዲ፦ 138,700 ሊትሮ

እትጓዓዞ ርሕቀት፦ 4,800 ክሳብ 15,700 ኪ.ሜ

እዚ ዘመንዚ፡ ዓለም ንምንባር ምግዳል ጥራይ ዘይኮነስ ምጥባብ እውን ከምዝድልያ ንገሩለይ ዘየድልዮ ሓቂ እዩ። ኣብ ምግዳልን ምጥብባን እቲ ቀንዲ ዘገድስ ምህላው ድሌት እዩ እቲ ወሳኒ። ንዝደሊ ድማ ኣብ ቅድሚኡ ብሩህ መጻኢ ስለዝጸንሖ፡ ንሕና'ውን ከም ሃገር ኣብ ምፍላጥ ዝተፈላለየ ናውቲ ተክኖሎጂ እጃምና ከነበርክት ዓቕሚ ስለዘይጎድለና፡ ወንና ከነበራብር እቲ ግዜ ሕጂ እመስለኒ።

## ዓለመ ፍልስፍና

# ጳንሖት ምስ ቡዳሃ

ከም ኣገላልጻ ቡደሃ፡ ሰባት መን ምዃኖም ንኽፈልጡ፡ ቅድም ክልተ ባህሪያት ከም ዘለዎም ምፍላጥ የድልዮም። እቶም ክልተ ባህርያት ድማ፦

1. ከም ፍርሂ፡ ቁጠዐ፡ ቅንኢ.... ወዘተ ዝኣመሰሉ ዘይምቱኣት ስምዒታት ዘጠቓልል ተራ ባህርን

2. ንጹህ፡ ለባምን ፍጹምን ዝኾነ ሓቀኛ ባህርን እዮም።

ካብ ዕለታት ሓደ መዓልቲ፡ ቡደሃ ኣብ ጽላል ሓንቲ ዓባይ ገረብ ኣጽሊሉ፡ ንጽባቐ ናይ ከባቢኡ ክስተውዕል ጀመረ። ዕምባባታት ምስ ዉቁብ ሕብሮም፡ ኣግራም ምስ ድሙቕ ዝሕብሮም ኣቑጽልቶም... ወዘተ፡ ኑቲ ተፈጥሮኣዊ ጽባቐ ናይ'ቲ ከባቢ ብሩኡይ ዝጸለዉ ነበሩ። ቡደሃ ድማ፡ ኣብ ውሽጢ'ቲ ጽባቐ ብዙሕ ስቕያት ረኣየ። ሓደ ሓረስታይ ንብዕራዩ እናወቕዖ፡ ሓንቲ ዑፍ ንናእሽቱ፡ ሓሳኹ እናተኸበትን እናለቐመትን፡ ሓደ ንስሪ ድማ ንሓንቲ ዑፍ ከጥቅዓ ከሎ ርእዩ ጓሃየ። ተጨኒቑ ድማ ከም'ዚ ብምባል ሓተተ፦

"እዚ ሓረስታይ፡ ንምንታይ ነዚ ብዕራይ ይወቕዖ፧ ሓደ ፍጡር'ከ፡ ንሱ ምእንቲ ክነብር ንምንታይ ንኻልእ ፍጡር ይበልዕ፧"

ቡድሃ፡ ነዘን ሕቶታት ዝምልሳ ሰለስተ ዓበይቲ ሓቅታት ዝረኸበ፡ ድሕሪ ምንቕቓሑ (enlightment) እዩ። ኩሉ ክርድኦ ብዝኽእል ቀሊል ኣገባብ ድማ ገለጸን።

### 1. ካብ ኣድማስ ዝጠፍእ ዝኾነ ነገር የልቦን!

ነገር ናብ ጸዓት ይቕየር፡ ጸዓት ድማ ናብ ነገር ይቕየር። ዝሞተ ቆጽሊ ናብ ሓመድ ይቕየር፡ ዝመሽመሸት ተኽሊ ድማ፡ ናብ ተኽሊ ትምዕበል። ጸሓያውያን ስርዓታት ምስ ኣረጉ ናብ ኣድማሳውያን ጸርግታት ይቕየሩ። ንሕና'ውን፡ ካብ ስድራና ንውለድ፡ ደቅና ድማ ካባና ይውለዱ። ሰባት፡ ኣትክልትን ኣግራብን፡ እቲ ዝዘንብ ዝናብ'ውን ክይተረፈ ሓደ ኢና። ትሕዝቶና፡ እቲ ኣብ ዙርያና ዝርከብ እዩ። ኑቲ ኣብ ዙርያኻ ዝርከብ ምዕናው እምበኣር፡ ከም ገዛእ ርእስኻ ምዕናው እዩ ዝቑጸር፡ ንኻልኦት ምትላል'ውን ልክዕ ከምኡ፡ ገዛእ ርእስኻ ከም ምትላል እዩ ዝቑጸር። ቡደሃን ደቀ መዛምርቱን'ምበኣር ነዚ ብምግንዛብ፡ ዝኾነ ፍጡር ይቐትሉ ኣይነበሩን።

### 2. ዘይቅየር ነገር የልቦን!

ኩሉ ነገር ኣብ ቀጻሊ ለውጢ'ዩ ዝርከብ። ህይወት ድማ፡ ከም'ቲ ኩሉ ግዜ ዝተፈላለየ ዋሕዚ ዘለዎ ዋሓዚ ሩባ ክትምሰል ትክኣል። እቲ ዋሕዚ ፍጥነቱ ይንክን ይውስኽን፡ ምስ ኣቀማምጣ ናይ'ቲ ዝውሕዘሉ ባይታ፡ ሓንሳብ ሰተት ኢሉ ይውሕዝ፡ ሓንሳብ ድማ እናተናጠረ ይፈስስ።

ንሕና'ውን፡ ኣብ'ቲ ዝያዳ ውሕስነት ኣሎና ኢልና እንሓስበሉ እዋን፡ ዘይተጸበናዮ ሃንደበታዊ መኻልፍ የጋጥመና።



ሓሳባት ብቐጻሊ ይቀያየሩ። ቀደም ሰባት ብዛዕባ ቅርጺ መሬት ዝነበሮም እምነትን፡ ድሒሩ ዝመጸ እምነትን ዝተፈላለየ እዩ።

### 3. ሕጊ "ጠንቅን ሳዕቤንን"

እዚ ሕጊ'ዚ ዘዋቕርጽ ለውጢ የስዕብ። ከም ኣገላልጻ ቡደሃ ድማ፡ "ካርማ" ተባሂሉ ይጽዋዕ። ሰባት፡ ዘይግበኣና ኣይንረክብን ኢና። ሕማቕ ይኹን ጽቡቕ፡ ማዕረ'ቲ እንእክቦ ኢና እንቕበል። እዚ ሕጊ ዘለናዮ ኩነተ-ህላወ ውጽኢት ሕሉፍ ተግባራትና እዩ። ቡቲ እንሓስቦን እንገብሮን ህይወትና ይጽሎ። ጽቡቕ ምስ እንገብር፡ ኣብ መጻኢ ጽቡቕ የጓንፈና። እኪይ ግብሪ ግን ኣብ መጻኢ ሕማቕ ፍረ ከምእንሓፍስ'ዩ ዝገብር። ኩሉ ሳዕ ድማ፡ ቡቲ እንሓስቦን፡ እንገብሮን እንዛረቦን ሓድሽ ናይ ጠንቅን ሳዕቤንን ሕጊ ንፈጥር።

"ዝተዘርአ ዘርኢ፡ ልክዕ ከምኡ ዝበለ ፍረ'ዩ ዝፈሪ፡

እቶም ሰናይ ዝገብሩ'ውን ሰናይ ፍረ ይሓፍሱ፡

ገበርቲ እከይ ግን ሕማቕ ምህርቲ ይእከቡ።

እምበኣር፡ ተጠንቂቕኻ ጽቡቕ ዘርኢ ምስእትዘርእ፡

ኑቲ ሰናይ ፍረኡ ብሓጎስ ክትእክቦ ኢኻ።"

### ኣርባዕተ ልዑላን ሓቅታት

ሓደ እዋን ሓንቲ ኪሳጎቶሚ ዝተባህለት ሰበይቲ፡ ቦኽሪ ወዳ ድሕሪ ምሟቱ፡ ንሬሳ ወዳ ሒዛ፡ ካብ ሞት ዘተንስኦ እንተረኸበት ኩተናዲ፡ እናገዓረት ፈቐዶ ጎደና ኮለል በለት። ሓደ ለባምን ሕያዋይን ሰብኣይ ድማ ናብ ቡደሃ ወሰዳ።

ቡድሃ ብወገኑ፡ “ሕፍኒ ዝኣክል ዘርኢ ኣድሪ እንተምጺእክለይ፡ ንወድኺ ህያው ክገብሮ እየ።” ኢሉ ከይወደአ፡ ኪሳንቶሚ ተበገሰት፡ ቡድሃ ግን ቀጸለ፡ “እቲ ዘርኢ ግን፡ ሞት ካብ ዘይረኣየት ስድራ ክኸውን ኣለዎ።” በለ።

ኪሳንቶሚ፡ ካብ ቤት ናብ ቤት እናኸለለት ንመላእ እታ ዓዲ በጽሓታ፡ እንተኾነ ግን እቲ ካብ ተቐማጠ እታ ዓዲ ዝረኸበቶ መልሲ ሓደን ተመሳሳልን'ዩ ነይሩ። ኩላቶም እናተከዙ “... ኣነ ደኣ ኣቦይ ቀቢረ እንድየ” ወይ ድማ “ ሓብተይ ቀቢረ እንድየ።”... እቲ ዝርዝር ብዙሕ እዩ ነይሩ... በልዋ። ኣብ መወዳእታ፡ ኪሳንቶሚ ናብ ቡድሃ ተመሊሳ፡ “ሞት ዘይተንከፈቶ ስድራ ክረክብ ኣይከኣልኩን። ዘይመውት የልቦን። እቲ ክትምህረኒ ዝደለኻ ድማ ተረዲአዮ ኣለኹ።” በለቶ።

ቡድሃ ከም'ዚ ይብል፡ “ካብ ሞትን ጓሂን ክምልጥ ዝኸእል ሓደ'ኳ የልቦን። እቶም ኣብ ህይወት ሕጉሳት ጥራይ ክኾኑ ትጽቢት ዘሕድሩ ሰባት ድማ፡ ምጉሃዮም ዘይተርፍ እዩ።”

እቶም ኣርባዕተ ልዑላን ሓቅታት እምበኣር፦

1. ኣብ ህይወት ስቓይ ኣሎ፦ ስቃይ ግን ሓባራዊ እዩ፡ ማለት ስቃይ ዘይበጽሖ ሰብ የልቦን።

2. ጠንቂ ስቓይ፦ ንሕና ጠንቂ ስቓይና ኢና።

3. ስቓይ ንከኸትም፦ ጠንቂ ስቓይ ዝኾነ ንጥፈት ካብ ምግባር ምቑጣብ።

4. ዛዛሚ ጉዕዞ ስቓይ፦ ብምንቕቓሕ ዝርከብ እዩ።

1. ስቓይ

ኩሉ ሰብ ኣብ'ዞም ዝስዕቡ ግዜያት ይሳቐ።

ሀ. ክውለድ ከሎ፡ ክንውለድ ከሎና ኩላትና ንበኪ።

ለ.ክሓምም ከሎ፡ ክንሓምም ከሎና ንጉሂ።

ሐ. ክመውት ከሎ፡ ክንመውት ኣይንደልን፡ ዝኾነ ሰብ ምስ'ዝመውት ድማ ከቢድ ሓዘን ይስምዓና።

ካልኦት ጠንቅታት ስቓይ፦

ሀ. ምስ ዘይትፈትዎ ምንባር ስቓይ እዩ።

ለ. ካብ እትፍቕሮ ምፍላይ ስቓይ እዩ።

ሐ. እትደልዮ ዘይምርካብ ስቓይ እዩ።

መ. ክትኣልዮም ዘይትኽእል ጸገማት'ውን ስቕያት እዮም።

ቡድሃ ኣብ ህይወት ሓጎስ ከምዘሎ'ኳ እንተኣመነ፡ ቀጻሊ ሓጎስ ከምዘየልቦ'ዩ ግን ዝምጉት።

“ከም'ቲ ኣብ ምንባር፡ ኣብ ዕርክነት'ውን ሓጎስ ኣሎ።

ከም'ቲ ኣብ ስድራ፡ ኣብ ጥዑይ ኣካልን ኣእምሮን'ውን ሓጎስ ኣሎ። ነዚኣቶም ዘይረኸበ ሰብ ግን ይሳቐ።”

2. ጠንቂ ስቕያት

እቲ ሰባት ኣብ ባሕሪ ስቕያት ጠሒሎም ዝነብሩሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ድንቁርናን ስስዐን እዩ። እዚ ማለት ንሕጊ “ጠንቕን ሳዕቤንን” ዘይርድኡ ደናቁርን፡ ንጉጉይ ዕግበት ዝስስዑ ስሱዕትን ብምዃኖም እዩ።

ሰባት ንኣካላቶም ዝሃስን ንሰላም ኣእምሮኦም ዝዘርግን ተግባራት ይገብሩ። ከም ውጺኢቱ ድማ፡ ክዓግቡ ኮነ ንህይወት ከስተማቕርዋ ኣይክእሉን። ኣመና ብዙሕ ነገራት ምድላይ'ውን ጠንቂ ስቕያት እዩ።

3. መደምደምታ ስቕያት

እቲ ካብ ስቓይ ክገላገል ዝደሊ ሰብ ድንቑርናን ስስዐን ከወግድ ይግባእ። እዚ ድማ ኣረኣእያኻን ኣነባብራኻን፡ ናብ ሰለማውን ህዱእን ቅዲ ምልዋጥ ማለት እዩ። ንእትበርህ ሽምዓ ምጥፋኣ ከምዝከኣል፡ ንሃልሃልታ ስቕያት'ውን ብዘይጸገም ምጥፋኡ ይከኣል እዩ።

4. ስቓይ ንምድምሳስ ዝግበር ጉዕዞ

እዚ ክፋል'ዚ እቲ ቡድሃ ንደቀምዛሙርቱ ክምህር እንከሎ፡ ብዕንክሊል መሲሉ ዝመሃሮ ክፋል እዩ። እታ ንመምሃሪ እተጥቐመላ ዕንክሊል ሾሞንተ ጩፍራ-ስልኪ (ራጂ) ነበራ። ስለ'ዚ ቡድሃ ከም'ዚ ይብል፡ ከም'ቲ እዛ ዕንክሊል እዚኣ ብጉቡእ ንኽትዘውር ሾመንተ ጩፍራ-ስልክታት ዝደልየት፡ ሰብ'ውን ናብ'ዚ 4ይ መድረኽ ንኽሰግር ሾሞንተ ነገራት የድልይዎ።

ሀ. ቅኑዕ ኣመለኻኽታ፡ እዚ ማለት ንዓለም ብናይ ርህረሀን ጥበብን ኣመለኻኽታ ክትምልከታ ምኽኣል እዩ።

ለ. ቅኑዕ ኣተሓሳስባ፡ ንሕና እቲ ኩሉ ሳዕ እንሓስቦ ኢና። በዚ መሰረት ንጹርን ለውሃት ዝዓብለሎን ኣተሓሳስባ፡ ጽቡቕን ጽኑዕን ጠባይ ይሃንጽ።

ሐ. ቅኑዕ ኣዘራርባ፡ ጥዑምን ልውህናን ዝመልኦም ቃላት ምዝራብ፡ ብሰባት እንኽበርን እንእመንን ይገብረና።

መ. ቅኑዕ ኣካይዳ፡ እንዛረቦ ብዘየገድስ፡ ሰባት ብተኣደቦና (behavioring) ክመዝኑና ይኽእሉ እዮም። ቅድሚ ንኻልኦት ምንቃፍ ከኣ፡ ቅድም “ኣነ እንታይ ገይረ፧” ብምባል ገዛእ ርእስና ምሕታት ዝግባእ እዩ።

ረ.ቅኑዕ ኣነባብራ፡ እዚ ማለት ንኻልኦት ዝሃሲ ተግባር ዘይምፍጻም ማለት እዩ። ቡድሃ ከም'ዚ ይብል፡

“ ንኻልኦት እናሃሰኻ ዝነበር ቅዲ ኣነባብራ ኣይሃሉኻ። ንኻልኦት ብምጉሃይ ድማ፡ ሓጎስ ገዛእ ርእስኻ ኣይትድለ።”

ሰ. ቅኑዕ ጻዕሪ፡ ህይወት ትርጉም ዝህልዋ፡ ኑቲ ክትገብሮ እትኽእል ብሉጽ ነገር ምስእትዓይን፡ ኣብ ልዕሊ ካልኦት ድማ ሰናይ ድሌት ምስዝህልወካን እዩ። ቅኑዕ ጻዕሪ'ምበኣር ንገዛእ ርእስኻን ካልኦትን፡ ኣብ ዝሃሲ ተግባር ጻዕሪ ዘይምክያድ ማለት እዩ።

ሸ. ቅኑዕ ኣቓልቦ፡ እዚ ማለት ኣብ እንሓስቦ፡ እንዛረቦን እንገብሮን ጥንቁቓት ምዃን ማለት እዩ።

ቀ. ቅኑዕ ትኩረት፡ እዚ ማለት ኣብ ሓደ እዋን ኣብ ሓደ ነገር ጥራይ ምትኳር ማለት እዩ። እዚ ከም'ዚ ዝበለ ተግባር፡ ህድኣትን ሰላም ኣእምሮን ይጸጉ።

ምጥራይ ጥበብን ምኽሪስኳስ ስፍራ ኣታኽልቲን ተመሳሰልቲ እያቶም። ኣእምሮ መሬት ክኸውን ከሎ፡ ሓሳባት ድማ ኣዝርእቲ ይኾኑ። ምክንኻን ስፍራ ኣታኽልቲ ግብሪ፡ እንፍጽሞም ጌጋታት ድማ ጻህያይ ተባሂሎም ክምሰሉ ይከኣል። ጌጋታት ምእላይ'ምበኣር ጻህያይ ምጽሃይ ማለት እዩ። ቀውዒ ድማ ክውን ዘይውዳእ ፍሰሃ እዩ።

እቶም ቡድሃ፡ “ሓሙሽተ መትከላት ሞራል” ኢሉ ዝጠቐሶም፡ እዞም ዝስዕቡ እዮም፤

1. ዘይምቕታል፦ ንህይወት ክብሪ ምሃብ።

2. ዘይምስራቕ፦ ንንብረት ካልኦት ክብሪ ምሃብ።

3. ዘይምዝማው፦ ንንጽህና ክብሪ ምሃብ።

4. ዘይምሕሳው፦ ንቕንዕና ክብሪ ምሃብ።

5. ዘይምስካር፦ ንንጹህ ኣእምሮ ክብሪ ምሃብ፡ ኢሉ ድማ ይገልጾም።

ቡድሃ ካብ 563-483 ቅ.ል.ክ ኣብ ህንዲ ዝነበር ዝነበረ፡ ሓደ ካብ'ቶም ዓለምና ዝረኣየቶም ዓበይቲ ጸለውቲ ሰባት እዩ።

*ሚኪኤል ኣዳም*

# ዘለኹ ደኣ !



## ሰርቫንቶሎጂ

### “ኣንፕሮፌሽናል ሪሰርች ፔፐር”

ቀዳማይ ክፋል

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ብዛዕባ “ከደምቲ” ዓለም መጽናዕታዊ ጹሑፍ ከምዘድሊ ነብሰይ ነጊሩኒ። ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ከምዚ ዓይነት ነብሲ ይሃበናን ይሃብካን እዩ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... መጀመርታ በታ ቃል ክንጅምር። እታ “ኩዳሚት” እትብል ቃል ንሓንቲ ሰራሕተኛ ገዛ ዝወሃብ ናይ ኣስተንዕቖ ቃል እያ። ኣብ'ዚ እዋን እዚ ኣብ ሃገርና ብዙሕ ዝጥቀመላ ሰብ የሎን።

መበቆል ናይ'ዛ “ኩዳሚት” እትብል ቃል ቋንቋ ዓረብ እዩ ይብሉ ገለ ገለ ተመራመርቲ ኣዕራብ። ካብ እታ “ኻድም...” 'ኺድማ' እትብል ቃል ቋንቋ ዓረብ እያ ወጺኣ ብምባል ጭብጥታቶም የቕርቡ። ኺድማ ማለት ኣገልግሎት ምሃብ ማለት'ዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ኣመሪካውያን ተመራመርቲ ብወገኖም፡ ኩዳሚት እትብል ቃል፡ መበቆላ ቋንቋ እንግሊዝ ኰይኑ፡ ካብ 'ጋዳሚት' እትብል ቃል እንግሊዘኛ ወጺኣ ይብሉ። ኣንቱም ሰባት ናይ መን ከም ንኣምን እኳ ጨኒቑና።

እንሆ እምበኣር ናብ ምርምራዊ ጽሑፍና ንኺድ። ክድምና ኣብ 4 ክፍለ-ዘመን ቅድሚ ልደተ-ክርስቶስ ኣዝዩ ጉኑ ከምዝነበረ፡ ዲሚሲዮስ ዝበሃል ኣብ ኣቴና ዝነብር ዝነበረ ፈላስፋ ኣብ ጹሑፋቱ ገሊጽዎ ይርከብ። ይኹን'ምበር ማክ ቡሩቱስ ዝበሃል ኢጣልያዊ ኣብ'ቲ ቅድሚ 7000 ዓመት ቅድሚ ልደተ-ክርስቶስ ኣብ ዘሕተሞ መጽሓፍ፡- “ክድምና ብዕለት 1 ወርሒ 1 ዓመት ዓለም 1 ብሻህራዛድ ዝተባህለት ሰይቲ ንጉስ ኣብ ባግዳድ ተጀሚሩ” ይብል። ኣይገርመኩምንዶ? ዕለት 1/1/1 ኢጋጣሚ እታ ሰይቲ ንጉስ “ኩዳሚት” ክትቆጽርን እቶም ሊቃውንቲ ድማ ዓመት ምቑጻር ክጅምሩን ሓደ ኾይኑ። ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ መጽናዕታዊ ጹሑፍ ከምዚ ክኸውን ኣለዎ። ቅድሚ ልደት ክርስቶስ... ዲሚስዩስ... ኣቴና... ዝብሉ ቃላት እንተተጠቒምካ እቲ ጹሑፍ ታሪኻዊ ኣገዳስነት ይህልዎ። ሓቂ ድዩ ሓሶት ድዩ ክካታዓካ ዝኽእል ሰብ የለን። ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ታሪኻዊ ኣመጻጽኣ ናይ ክድምና ዝገልጽ ጹሑፍ ምስ ሰኣንኩ፡ ባዕለይ ማለት ከም ፕሮፌሽናል መጠን ታሪኽ ምሂዘሉ። ኣውራ ኸኣ... እቲ መጺኢ ወለዶ ከም መወከሲ ክጥቀመሉ ምእንቲ ኢለ እየ ጽሒፈዮ። ድሕሪ 5000 ዓመት ሓደ ተመራማራይ “ሳንዲያጎ” ዝበሃል ኣብ ኣስመራ ዝነብር ዝነበረ ፈላስፋ፡ ኣብ'ታ ድሕሪ ልደት ክርስቶስ ብ2013 ዝተሓትመት መጽሔት መንእሰይ ታሪኻዊ ኣመጻጽኣ ክድምና ገሊጽዎ ይርከብ” ብምባል ስመይ ጠቒሱ መወከሲ ክገብረኒ ይኽእል'ዩ። (ፋልሶ-ፈላስፋ)

ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ ናብ ጉዳይና ንመለስ። እዚ ኣስታት ናይ 7000 ዓመት ታሪኽን ድሕረ-ባይታን ዘለዎ ክድምና፡ ኣብ'ዚ ዘሎናዮ ጊዜ ኣብ ወጻኢ ኣዚዩ ሓደገኛ ሞያ እናኾነ እዩ መጺኡ።

ዘልኩ ደኣ... ኣብ መራኽቢ ብዙሃን ሃገርና ብዛዕባ ገለ ደቂኣንስትዮ ኤርትራውያን ዘደንጽው ዛንታታት ሰሚዕና ኢና። ሓንቲ ካብኣን ናብ ሃገረ ሊባኖስ ክትሰርሕ ዝኸደት ከዲጃ እያ። ከድጃ ኣብ ሓንቲ ሊባኖሳዊት ስድራ ከም ሰራሕተኛ ገዛ ተቖጺራ እናሰርሐት፡ ኩሊት ብሓይሊ ክወስዱላ ንሆስፒታል ክወስዱዋ ኣብ ምቅርራብ ከለዉ ካብ'ቲ ፐላሶ ጸዲፋ፡ ክልተ ኣእጋራ ለሚሳ ነይራ። ብፍላይ ናይ ሊባኖስ ተመሳሰልቲ ዛንታታት ኣለዉ። ኣነ ይገርመኒ እዩ፡ እዞም ኣብ ሊባኖስ ሰብ ቀቲሎም ኩሊት እንዳማቶም ወሲዶም ክነብሩ ዝደልዩ ሰባትሲ ከመይ ዓይነት ሰባት እዮም። ኣብ'ቲ ሊባኖስ ሕጊ ድዩ ዘየለ... ሃይማኖት ድዩ ዘየለ... ሕልና ደዩ ዘየለ... ምናልባት ግን... ሰብ ብሃብትን ምቾትን ልቡ ምስ ተድፍኑ፡ ናብ ኣረመናዊ እንስሳ ዶኾን እዩ ዝቕየር?... ወይ ከኣ... ሰብ ብስቱር ፍልጠትን ምርምርን ኣጸቢቑ እናተራቐቐ ምስ ከደ፡ ሕልንኡ ኣብ ባዶሽ ወይ ኣብ ዜሮ ይምለስ'ሞ፡ ሚዛን ሰብኣውነት የጥፍእ ከይከውን?

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ሓዳስ ዝተባህለት ኤርትራዊት ኣብ ሓንቲ ሊባኖሳዊት ስድራ ከም ሰራሕተኛ ገዛ ተገልግል ነበረት። ሓዳስ እቲ ኣብ ሊባኖስ ዝዕለል ኩነታት ኩሊትን ኩዳሚትን ትሰምዖ ነይራ። ብልባ ካብ ብሓይሊ ኩሊትካ ወሲዶም ዝቐትሉኻ፡ ምስምማዕ ይሓይሽ ኢላ ወሲና። ሓንቲ መዓልቲ እታ ክንዲ እምባ ትኸውን ዋና ገዛ ንሓዳስ ጸዊዓታ። ሰበይቲ “ከምቲ ብቐዳማይ ዝበልክኒ ሓንቲ ኩሊትኪ ክትህብኒ'ሞ ከምታ ዝተሰማማዕናያ ኣነ ኸኣ 5000 ዶላር ክኸፍለኪ” ኢላ'ታ ገቢታ ገቢታ እናኣስተንፈሰት።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ሓዳስ “ሕራይ ኢላታ። ጸኒሓ ጸኒሓ እዛ ካብ ናብ ሰብ ናብ እንስሳ እትቕርብ ሰበይቲ ንሓዳስ ሓቲታታ።

ሰበይቲ፦ “ኣንቲ ሓዳስ ሓፍተይ… ዝበልክኒ ክኸፍል ዓይኒ ንቀያየር” ኢላታ።

ሓዳስ፦ “እዞም ዓይነይ ፈቲኸዮም” በለት ሓዳስ እናተገረመት”

ሰበይቲ፦ “ኣዒንትኺ ክጽብቑ! እቲ ጸሊም ሕብሪ ቢለን ዓይንኺ፡ እቲ ጽሩረይ ጻዕዳ ባሕሪ ዓይንኽን ኣቕንእ’ዩ ዙብለኒ”

“ሕራይ ደሓን እቕይረኪ” ኢላታ ሓዳስ ብዘይ ዝኾነ ነግፈረግ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ እዞም ሃብታማት ዓለምና እናኩሓሙ ኩሊት፡ ጸላም ኩቡዲ… መዓንጥ… ልቢ፡ ዓይኒ… ወዘተ… ቅያር ይደልዩ። መሸም ካብ ሃብታም ኣይወስዱን እዮም። ካብ ድኻታት ወይ ብገንዘብ ወይ ብሓይሊ ክወስዱ ምስ ረኣና “ኣንታ እዚኣቶም መጠርስትኡሲ ነዞም ድኻታት ድኣን ናይ ‘ስፔር ፓርት’ እኮ ገይሮምና” ንብል ነይርና።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ጸኒሖም ጸኒሖም ግን ሓሚሞም ዘይኮነስ ጽቡቕ ዓይኒ… ጽቡቕ ከንፈር… ጽቡቕ ‘ጸብዕቲ… ጽቡቕ ሽፋሽፍቲ ክርእዩ ከለዉ ኑቲ ድኻ ጸዊዖም፡ እዘን የዒንትኻባ ሽጠለይ ክብሉ ክጅምሩ እዮም ኢለ እሓስብ ነይረ። ንሓዳስ ኣጋጢምዋ!!

ዘልኩደኣ… ሓዳስ ዓይና ተወሲዱ ናብ’ታ ሰበይቲ ተገጢሙ። ናይ’ታ ሰበይቲ ዓይኒ ኸኣ… ንሓዳስ ገጢሞሙላ። ዓይኒ ናይ’ታ ሰበይቲ ዓይኒ ድሙ እዩ ዝመስል። ሓቃ’ያ ክትጸልኣ። ኣብ ሓዳስ ተገጢሙ ክትርእዮ ከለኻ፡ እታ ገጻ ንእሽቶ ስለ ዝኾነት ሓዳስ ልክዕ ድሙ ባጽዕ መሲላ።

እዛ ኀል 45 ዓመት ትኸውን ሰይቲ ሃብታም ነጋዳይ ስለዝኾነት ናይ ገንዘብ ጸገም ኣይነበራን። ካብ ሓዳስ ኩሉ ናውቲ ኩብድን ግዳምን ቀይራ። ልቢ፡ ጸላም ኩቡዲ፡ መዓንጣ… ክልተ ሳምቡእ ኩሉ ሽጥሊይ እናበለት ገዚኣቶ። ስለዝሓመመት እኮ ኣይኮነን። ገለ ከምኣ በሃማት ኣንስቲ ሊባኖስ፡ “ኣቑሑት ናይ ሓበሻ፡ ክሳብ 100 ዓመት ታህ ከይበለ ከገልግል ይኽእል እዩ” ስለዝበላኣ… ኩሉ ንብረት ኣካላታ ብጥዑዩ ካብኣ ናብ ሓዳስ ኣሰጋጊራቶ። እቲ ናይ ሓዳስ ከኣ ናብኣ ኣስጊሮምላ። እታ ሰበይቲ ኣዚያ ሕጉስትን ቅስንትን ኮይና። ቡቲ ዝቐየረቶ ናይ ሓበሻ ኣቑሑት ክሳብ 120 ዓመት ዲር ዲር እናበለት ክትከይድ ይርኢያ’ሞ… ሓጐሳ ምጻር ትስእኖ።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ቡቲ ኣጋጣሚ ሓዳስ ቡቲ ሽያጥ ኣቑሑታ ጥራይ ኣዚያ ሃብታም ኮይና። ብሓገዘ ናይ’ዛ በሃም ሰበይቲ ሓደ ትካል ኣውጺኣ። ከይበልዓቶ ከይትመውት ፈሪሃ። ተሻቒላ። ሽዑ ንሳ’ውን ካልኦት ሓበሻ እናሓተተት፡ ሕራይ ዝብላኣን ብዋጋ ዝሰማምዓዓን ክትረክብ ከላ፡ ኣቑሑት ናይ ሓበሻ ብዶላር እናገዘኣት ቀይራቶ። ዓይና ናይ ሓበሻ… ልባ ናይ ሓበሻ… ኩሊታ ናይ ሓበሻ… መዓንጥኣ ናይ ሓበሻ… ኮታ ኩሉ ኣቑሑታ ካብ ዝተፈላለያ ሓበሻ ገዚኣ መሊሳቶ።

“እዚ ዓመይ ትብሎ ዝነበረት ሓቃ እያ። ከም ኣቑሑት ሓበሻ ዱልዱል ንብረት የለን። ናይ ጸዓዱን ናይ ዓረብን ብላሽ እዩ። ፐርከ… እቲ ኣቑሑቶም ኦሪጅናል ኣይኮነን፡ ክትብል ጀሚራ። ብልባ ኸኣ… እቲ ወትሩ ዘሻቕላ ዝነበረ ንብረት ዓረብ ስለዝቐየረቶ ሕጉስ ትብል።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ሓዳስ ንኤርትራ ምስ መጸት… ንገዝኣ ከይደ ሓቲተያ። ኣነ እንቋዕ ሃብታም ኣይኮንኩ። እዚ ገጺይ ኣይፈትዎን እየ። ዓይኒ ፍሩይ፡ ኣፍ ገፊሕ… ኣፍንጫ ቶራም፡ ከንፈር ዘባል… ከመይ ዘይጸልኦ። ገጽ… ገጽ ክበሃል እንተኾይኑ ከም ናይ ሙሃንድ… ከም ናይ ቶም ኪሪዮዝ… ከም ናይ ጀስቲን ቢበር… ከምናይ ኪርክ ዳግላስ (እዚስ ገጹ ኣይፈልጦን እየ’ሞ ደሓን) ክኸውን ኣለዎ። ንሓዳስ ሕቶ ጀሚረላ፦

ኣነ፦ “ሓዳስ ኣነስ ገጸይ ክቕይሮ ደልየ ነይረ”

ሓዳስ፦ “ከመይ ገጸይ ማለት?”

ኣነ፦ “ኮምፕሌታ ገጸይ ክቐይሮ ደልየ’ሞ ክንደይ ይውድኣለይ”

ሓዳስ መጀመርያ ገጸይ እናረኣየት… ክርትም ኢላ ስሒቓ። ኣነ ገሪሙኒ ተዓኒደ ነይረ። ሕቶይ ድዩ ኣስሒቕዋ ዋላ ገጸይ እዩ ኣስሒቕዋ እንድዒ?

ሓዳስ፦ “ኣየ ወድ’ያይ መጀመርታ ናትካ ኢኻ ትሸጦ… ናይ ሓበሻ ገጽ ዝፈትዉ ኣለዉ እንድዮም… ንዓኣቶም ትሸጥሎም፡ ካብኡ ቡቲ ሽያጡ ኸኣ ንስኻ ሕስር ዝበለ ገጽ ትገዝእ” ኢላትኒ።

ኣነ፦ “እሞ ኣማጽእለይ”

ሓዳስ፦ “እዚ ገጽካ’ሞ… ቁሩብ… ዕጥርጣር በዚሕዎ”

ኣነ፦ “እ… እንታይ ኢልኪ?”

ሓዳስ (እናስሓቐት)፦ “ወድ’ያይ… ገጽካ ዕጥሮን በዚሕዎ” ምስ በለትኒ ኑቲ ኣብ ግንባረይ ዘሎ ዕጥርጣራት ገጸይ ብኣጻብዕቲ ኢደይ ደህሰስ ደህሰስ ኣቢለዮ። “ብዝኾነ ዝገዝእ ኣጣይቕለይ” ኢለያ፡ ንገዛይ ተመሊሰ። ንሳ ኸኣ ንሊባኖስ ተመሊሳ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ… እዚ ወዲ ሰብ ዝኸዶ ዘሎ ምዕባለ ኣበይ ክበጽሕ ምኳኑ ዘገርም እዩ። እዚ ንተፈጥሮን ሚስጥራን ከም ግናዕ ኢደይ ፈሊጠዮ እየ ዝብል ዘሎ ወዲ ሰብ፡ ኩሊቱን ናውቱን ከም ካምቻ ዝለዋወጥ ዘሎ ስልጡን ሰብ፡ ተፈጥሮ ቡቲ ገና ምስኣ ዘሎ ሚስጥር እንታይ ዓይነት ሕነ ክትፈዲ ምኻና ዝፈልጥ የለን።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ ንኺድ ጥራይ… እንታይ እዚ ተፈጥሮ፡ ዋላ ሚስጥር። ጌና…ጌና… ቆሎኡ ኣብ ፋብሪካ ሰሪሕና… ብጅምላን ብችርቻሮን ክንሸይጥ ኢና። ዘልኩሲ ዘልኩ ደኣ… ግን ኣብ መንጎ ሰብ ናብ ልቡ ተመሊሱ… እቲ ኣምላኽ ናይ ምኻን ሕልሙ ነፊሱሉ… እቲ ናይ 40 መኸሰብ 60 ክሳራ ጉዕዞኡ ዝግ የብሎ ይኸውን።

ዘልኩ ደኣ… ዘልኩሲ… ኣየ ናተይ ነገር… ብሰርቫንቶ ሎጂ ጀሚረሲ ብፊዚዮሎጂ ወዲኤያ። ኣይትሓዙለይ… ናብ ጉዳይና ንኺድ። ብዛዕባ ሰራሕተኛታት ገዛ… ዝተዳለወ መጽናዕታዊ ጽሑፍ ኣይተወደኣን። ኣብ ዝቕጽል ሕታም የራኽበና።

**ግርማይ ሳንድያጎ**

**ሰርቫንቶሎጂስት**